NATIONAL UNION OF ERITREAN YOUTH & STUDENTS



# መንእሰይ

መጽሔት ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ




- ኣገዳሲ ጽምዶ ንዘባዊ ርግኣት
- ባሕርናን ባህርናን ኣሕሊፍና ኣይንህብን!
- ኣፍሪቃ ካብ ተጸባዪት ናብ ተሻራኺት ብኸመይ?
- ዘባና ኣብ ተሃዋሲ ኵነት
- ሓንቲ ሕቶ ኣላትኒ...

ሃገራዊ ዓውደ-ዘተ
ተሳትፎን መሃዝነትን መንእሰያት
ኣብ ሕርሻዊ ልምዓት









**ክልተ ወርሓዊት መጽሔት**
**ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ**

ጥቅምቲ 2024 ቁ.**82**

ዋና ኣሰናዳኢ
**መስፍን ገብረሂወት**

ለይ ኣውት
**MGH**

ዲዛይን ሕብራዊ ገበር
**ከማል ዲኖ**

ስእሊ
**ኣርካይቭ ሃማመተኤ**
**ኣርካይብ ሚኒስትሪ ሕርሻ**

ኣድራሻ
**መጽሔት መንእሰይ**
ቁ.ሳ.ጶ 1042
ቁ.ስልኪ 291-1-202592
ፋክስ 291-1-125981

**መርበብ ሓበሬታ ማሕበር**
www.eriyouth.org

ዘርጋሒ
**ቁ.ስልኪ 200454**

**መጽሔት መንእሰይ ብተወሳኺ ኣብ**
www.shabait.com (menesey magazine)
**ክትረኽብዋ ትኽእሉ።**

# ትሕዝቶ

# ቃል ኣሰናዳኢ

ኤርትራውያን፡ ብሽምራ ብድሆታት ከይተሰነፍና፡ ንልዕሊ ሰለስተ ርብዒ ዘመን ኣብ ልዕሊና ዝተጻዕነ ውዲትን ተጻብኦን ዓበይቲ ሓይልታት ፈንጢስና ተዓዊትና ክንወጽእን ናብዚ ሓድሽ መድረኽ ክንበጽሕን ኣምበይ ምበቐዐናን - ንእኡ ዘብቅዕ ኩብርታትን መንነትን እንተ ዘይህልወና። ብቐጻሊ ቅልውላዋት ኣብ ዝሕመስ ዘሎ ዞባ፡ ዘተኣማምን ውሽጣዊ ሰላም፡ ርግኣትን ሃገራዊ ውህደትን ዘለዎ ህዝብን ሃገርን ክንከውን ዝበቓዕና'ውን ብቐንዱ ውጽኢት ናይ'ዚ ኩብርታትን መንነትን እዚ እዩ።

ሕጂ'ውን "ብዕራይ ናብ ዘበለ የብል፡ ዕርፊ ኣጽንዕ" ከም ዝበሃል፡ እዚ ዘሎ ዞባውን ዓለማውን ኩነታት ዝምህረና ዓብዪ ቁም ነገር እንተሎ፡ ዝያዳ ኹሉ ውሽጣዊ ርግኣትናን ውህደትናን ክንዕቅብን ዝያዳ ክንሰውድን ከም ዘለና እዩ። ብሕልፊ መንእሰያት ነዚ ኣኽቢቡና ዘሎ ዞባውን ዓለማውን ሃዋህው ብዕምቈት ክንርድኦን ኣብ ውሽጢ ከመይ ዝኣመሰለ ሃዋህው ንነብር ከም ዘለና ኣስፈሕና ክንርእን ኣገዳሲ'ዩ። ወድዓዊ ኩነታት ከባቢኻ ምርዳእ መድረኻዊ ተልእኾ ሃገር ንምግንዛብ ስለ ዝሕግዝ።

መጽሔት መንእሰይ፡ ካብዚ ክዉንነት'ዚ ብምብጋስ፡ ዞባና ካብዚ ዘለዎ ዘይርጉእ ሃዋህው ወጺኡ፡ ናብ ዝሓሸ መጻኢ ዘቋምተሉ ሃውህው ንምፍጣር፡ ብ10 ጥቅምቲ 2024 ንዝተኻየደ ስሉሳዊ ርክብ መራሕቲ ሃገራት ኤርትራ፡ ግብጽን ሶማልያን ዝትንትን ዓንቀጽ ቀሪቡ ኣሎ። ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፈወርቂ ኣብ ቀዳማይ ሰሙን መስከረም 2024፡ ኣብ 9ይ ኣኼባ መራሕቲ ሃገራት ምትሕግጋዝ ቻይና-ኣፍሪቃ ድሕሪ ምስታፉ ንወድዓዊ ኩነታት ኣፍሪቃ ኣመልኪቱ ካብ ዘካየዶ ቃለመጠይቕ ቀንዲ ቀንዲ ነጥብታቱ'ውን ኣኣንጊዳቶ ኣሎ።

ቀንዲ ሃብቲ ኤርትራ፡ ህዝባ ብፍላይ ድማ መንእሰያታ'ዩ'ም። መንግስቲ ኤርትራ ነዚ ሓቅዚ ብምእማን፡ ዓቕሚ መንእሰያት ኣብ ምምዕባልን ጥዕናኦም ተሓልዩ ፍልጠትን ክእለትን ዓጢቖም ተሃኒጾትን ሃኒጾትን ኪኾኑ ገዚፍ ሃገራዊ ጻጋታት ኣዋፊሩ ኣብ ዕቱብ ስራሕ ይርከብ። ሃማመተኤ ድማ ከም ወኪል መንእሰያትን ተመሃሮን መጠን፡ ኣካል ናይ'ቲ ዘካየድ ዘሎ መሰርሕ ምህናጽ መንእሰያት ብምዃን፡ ማሕበራዊ ለውጥን ቁጠባዊ ሓርነትን ንምርግጋጽ ዘኽእል ዕጥቂ ኣብ ምዕጣቖም ይርከብ።

እቲ ኣብ መሰርሕ ምህናጽ መንእሰያት ዝካየድ ዕማም ዝተወሃሃደ ምስ ዝኾውን፡ ዝለዓለ ኣድማዒ ውጽኢት ዝሕፈሶ ምዃኑ ኣየጠራጥርን። ብ19 መስከረም 2024 ተሳቲፎን መሃዙትን መንእሰያት ኣብ ሕርሻዊ ልምዓት ዘዕበ፡ ምስ ሚኒስትሪ ሕርሻ ብውህደት ዝተዓመ ሃገራዊ ዓውደዙተ እምበኣር ኣብኡት ናይ'ዚ ልዒሉ ዝተገልጸ'ዩ። ዝርዝሩ ኣብ ደሃይ ማሕበር ቀሪቡ'ሎ።

ፈላጥን ብሉጻን ክኾውን ዘይምነ ሰብ የለን። እዚ ኣድማሳዊ ባህጊ ወይ ትምኒት ናይ ደቂ-ሰብ እዩ። ኣብ ተመሃሮ እውን ብተመሳሳሊ፡ ንፉዕን ብሉጽን ተመሃራይ ክኾውን ዘይብህግን ዘይምነን የለን። ንፉዕን ብሉጽን ተመሃራይ ምዃን መን ይጸልእ? እቲ ግድል ግን፡ መንፍዓት ኮነ ብሉጽነት፡ ብባህግን ትምኒትን ጥራሕ ዝጭበጥ ወይ ዝበጽሕ ዘይምዃኑ እዩ። ምስጢር መንፍዓትን ብሉጽነትን ደኣ እንታይ እዩ ንዝብል ሕቶ፡ ኣብ ናይ ሎሚ ዓመት፡ ኣብ ናይ ሲቪል ምህንድስና ትምህርታ ምሉእ ነጥቢ (4) ብምምጻእ ዝዘዘመት ጐብለል ተመሃሪት ቤቲኤል ሃብተም፡ ኣብታ ብሉጻት መንእሰያት ተመኩሮኦም ዘካፍሉላ ዓምዲ "ኦርያ" መሊሳቶ ኣላ።

መጽሔት መንእሰይ ብተወሳኺ ወሃንቲ ብዙሑ-ምያታት ምስ ዝኾነ፡ ኣርቲስት ኤድዋርዶ ኦርኣያን ዲዛይነር ሳምራዊት ፍትውን ዝተኻየደ ሰፊሕ ወግዕታት ኣብ ዓምዲ ባህልን ስነጥበብን ኣኣንጊዳ ኣላ። ኣብኡ'ም ካልኦት ዓምድታታ'ውን ንመንእሰያትን ተመሃሮን ዘማእዙን ዘዘናግዑን ትሕዝቶታት ቀሪቡ ተፈደሉ ትብል።

# ደሃይኩም

## ዓምዲ ካካዳሚ ካዖትብኲር

ሰላም ኣዳለውትን ኣሳናዳእትን መጽሔት መንእሰይ። ብመጀመርታ፡ መጽሔት መንእሰይ ኣብቲ ብዘይ ምቕሩጽ እተቕርቦ ዘላ ኣዝዩ መሃሪ ትሕዝቶታት ዘለኒ ኣድናቖት ክገልጽ እፈቱ። ብምቕጻል፡ ኣብ መጽሔት መንእሰይ ወትሩ ክግንጽላ ዝቀዳደመላ ዓምዲ፡ ዓምዲ ኣካዳሚ እያ። ንዓይን ንኸምዚ ኸማይ ተመሃሮን ኣዝያ እተገድስ ዓምዲ ስለ ዝኾነት። እቲ ወትሩ እትቕርቦ ትሕዝቶ፡ ኣብ ጉዕዞ ትምህርትና ክንምሃረሉ፡ ክንፈልጦን ክንምርሓሉን ዝግብኣና ብዙሕ ኣማእዛኒ ሓሳባት ሒዛ'ያ ትቕርብ። በዚ ኸኣ ኣብ ነፍሲወከፍ ሕትመት ክትህሉ ንደልያ።

ኣብ ዝሓለፈ ሕታም በኹራ ነይራ'ሞ ቀጻሊ ክትከውን ንላቦ። እቲ ሓጻርቲ ምስ ተመሃሮ ዝኸይድ ዋዛታትን ግድላትን ከኣ ክትቅጽልዎ ንምሕጸን።

*ተመሃሪት ናእሚ ጐይትኦም*
*ካብ ቤት ትምህርቲ ቀይሕ ባሕሪ*

## መሳጢ ትሕዝቶታትን ወግዒታትን

መጽሔት መንእሰይ ብኹሉ መዳያ ጽቡቕ ኣላ። ብሕልፊ ናይ ዝሓለፈ ሕታም ድማ ፍሉይነት ነይርዋ። ኣብ ርእስ'ቲ ንዓወታት ኣትለት ቢንያም ግርማይ ብኸምቲ ዝድለ ምቅላሓ፡ ኣብቲ ኻልእ ዓምድታት ዝነበረ ትሕዝቶታትን'ውን መሃሪን መሳጥን'ዩ ነይሩ።

ኣብ ዕላማ ነኺሱ ዘይተገደበ ጻዕሪ ብምክያድ ኣብ ዓወትን ብልጸትን ምስ ዝበጽሐመንእሰይዶክተርቢያንገብረእየሱስን ናጽነት ኣብ ምምጻእን ምዕቃብን ከይተሓለለ እናሰርሐ፡ ክልተ ብሉጻት መጻሕፍቲ ተደጎልን ብዓልቲ መረኸብን ምስ ዘበርከተልና ደራሲ ማሕሙድ ኢብራሂምን ዝተገበረ ወግዕታት'ውን ኣዝዩ መሳጢ ነይሩ። ቀጽልዎ።

*ጀሚል እስማዒል ካብ ባረንቱ*

## "ብዘለካ ዝከካለካ ግበር" መትከልን ፍልስፍናን ህዝባዊ ግንባር

ኣብ ዓምዲ ሓሳባት "ፍልስፍና ብዘለካ ዝከኣለካ ግበር" ብዝብል ኣርእስቲ ዝቐረበ ጽሑፍ፡ ትሕዝቶኡ ኣገዳሲ ሓሳባት ስለዝነበር፡ ንጸሓፊኡ ኣማኑኤል ዘካርያስ ምስጋና ይግብኦ'ዩ። እቲ "ብዘለካ ዝከኣለካ ግበር" ዝብል ፍልስፍናዊ ስነሓሳብ ወይ መትከል ግና ከም ናይ ስተዊሲዝም ኣስተምህሮታት ኮይኑ ምውጽኡ ቅር ኢሉኒ። ምኽንያቱ እቲ ፍልስፍና ብስነሓሳብ ይኹን ብግብሪ ናይ ህዝባዊ ግንባር'ዩ። ኣብ ቀረባና ብቐሊሉ ክንረኽቦ እንኽእል ድሉው መወከሲታት እውን ኣሎ። ኣብ መጻሕፍቲ ዶክቶር ተኸስተ ፍቓዱ'ውን ብዝርዝር ተገሊጹ'ሎ።

ኣብ መጻኢ መጽሔት መንእሰይ ፍልስፍና ህዝባዊ ግንባር "ዝዘሎካ ዝከኣለካ ግበር" ሒዛ ክትወጽእ ብዓል ምሉእ ተስፋ'የ።

*ተስፋይ ሰመረ ካብ ኣስመራ*

## ካብ ዕለታን ካብ ሰዓታን

ዓሚልነት መጽሔት መንእሰይ ኣታዊ ወጻኢ'ዩ። እንተሓንሳእ ብተኸታታሊ ኣንቢባ፡ እንተሓንሳእ ብገለ እንተ ሓሊፋትኒ ድማ እስበለኒ'ሞ፡ ነዊሕ ከየንበብክዋ እጸንሕ። ናይ ዝሓለፈ ሕታማ፡ ንታሪኻዊ ዓወት ኣትለት ቢንያም ግርማይ ዘንጸባርቕ ትሕዝቶታት ሒዛ ምውጻኣን ንምቕባሉ ኣብ ዝተኻየደ ወግዓዊ ጽንብል ኣብ ዕለታ፡ ኣብ ሰዓታን ኣብ ቦታኣን ተዘርጊሓ ሰባት ሻማ ሻማ ክብልዋ ምስ ረኣኹ፡ ከይትውደኣኒ ተጓይየ ኣብ ነጻላ መንደቕ ሚኒስትሪ ትምህርቲ ካብ ዘላ ክዮስክ ዓዲገያ።

መሳጢ ትሕዝቶታታ ነይርዋ። ደጊም ንሓዋሩ ክትሓልፈኒ ከም ዘይኮነት ድማ ምስ ነብሰይ ኣብ ውሳነ በጺሐ። የቐንየልና ሃማመተኤ፡ የቐንየልና ኣዳለውታ።

*ዮናስ መንግስኣትብ ካብ ጸጸራት*




## ዓምዲ "ሐንቲ ሕቶ ካካትኒ" ግርም ካካ

ቀደም ኣብ ጋዜጣ ትርግታ ዓሚል ዓምዲ "ሕቶ ንኣይራክ" እየ ነይረ። ኣብቲ እዋን ጉዳይ ኤች ኣይ ቪ/ ኣይድስን ካልኦት ብጾታዊ ርክብ ዝመሓላለፉ ሕማማትን ኣዝዩ ግኑን ስለዝነበረ፡ ብዝሓየለ ይጐስጐሱ ኣብ ዝነበረሉ እዋን፡ ብኽፉት ንዝመጻ ሕቶታት ክፉት መልሲ እትህብ ሓንቲ ካብቶም ተነበብቲ ዓምድታት ምንባራ እዝክር። ዝነበራ ጽልዋን ኣገዳስነትን ክሳዕ ሕጂ ካብ ኣእምሮይ ዝሃሰሰ ኣይኮነን።

ሕጂ ኣብ መጽሔት መንእሰይ፡ ኣብ ዓምዲ "ሓንቲ ሕቶ ኣላትኒ" ዝእንገዱ ዘለዉ ሕቶታትን መልስታቶምን ከንብብ ከለኹ፡ ነቲ ኣብ ጋዜጣ ትርግታ ኣብ ዓምዲ "ሕቶ ንኣይራክ" ዝወጽእ ዝነበረ ሕቶታትን መልስታትን የዘኻኽረኒ።

ኣብ ዓምዲ "ሓንቲ ሕቶ ኣላትኒ" ዝእንገዱ ዘለዉ ሕቶታትን መልስታቶምን ብሕልፊ ንመንእሰያት ኣመና ዘገድሱ ስለዝኾኑ፡ ኣብ ምድላዋ ዝያዳ ጥንቃቐን ዕቱብነትን ክሓተኩም ምኺኑ ፍሉጥ'ዩ። ንዝተሸገረ ከተማኽር ቀሊል ስለዘይኮነ፡ መወከሲታትኩም ክተስፍሑ፡ እንተሓንሳእ'ውን ዝምልከቶም ሞያውያን ዓዲምኩም ብመልክዕ ቃለመጠይቕ መልሲ ክትቅርቡ ጽቡቕ ኮይኑ እስመዓኒ።

*ፋጥና ኢብራሂም ካብ ከረን*

# ኣገዳሲ ጽምዶ ዝዛባዊ ርግኣት

ኣስመራ ብ10 ጥቅምቲ 2024፡ ስሉሳዊ ርክብ መራሕቲ ሃገራት ኤርትራ፡ ግብጽን ሶማልያን ኣአንጊዳ። እዚ ርክባት'ዚ መቐጸልታ ናይቲ ኣቐዲሙ፡ ኣብ መንጎ ሰለስቲአን ሃገራት ብዝለዓሉ ሰበስልጣን ክካየድ ዝጸንሐ ተኸታታሊ ርክባት ኮይኑ፣ ቀንዲ ዕላማኡ ኣብ ዞባና (ቀርኒ ኣፍሪቃን ቀይሕ ባሕርን) ጸጥታን ርግኣትን ብምስፋን፡ ሰላምን ተመላላእን ጎዶቦ ዝፍጠረሉ ባይታ ንምጽራግ እዩ።



ኣብ ኣዝዩ ስትራተጂያዊ ከባቢ ናይ ዓለምና ዝርከብ ዞባ ቀርኒ ኣፍሪቃን ቀይሕ-ባሕርን፡ ብኣቀማምጣኡ ጥራይ ዘይኮነ ብብዝሒ ህዝቡን ባህርያዊ ጸጋታቱን፡ ንዕብየትን ምዕባለን ገዚፍ ዕቑር ዓቕሚ ዘለዎ ዞባ እዩ። እንተ ኾነ ሃገር ብሃገር ይኹን ብደረጃ ዞባ ንዓሰርተታት ዓመታት ብፖለቲካውን ቁጠባውን ቅልውላዋት፡ ብኣዕናዊ ኩናት፡ ግጭታትን ሽበራዊ መጥቃዕቲታትን ክሕመስ ዝጸንሐን ገና ኣብ ዝተሓላለኸ ኩነታት ዝርከብ ዞባን እዩ። ምስ ግጭት እስራኤልን ቓዛን ተኣሳሲሩ ዝጐሃረ ህውከት፡ ንመጻብቦ ባብ ኤልመንደብ ኣብ ኣሰካፊ ኩነታት ኣውዲቑ ዓለማዊ ስግኣት ኮይኑ ይርከብ። ኩናት ሓድሕድ ሱዳን፣ ውሽጣዊ ግጭታትን ቅልውላዋትን ኢትዮጵያ፣ ዘይምርግጋእ ሶማል፣ ኢትዮጵያ ምስ ሶማሊላንድ ዝፈጸመቶ ልኡላውነት ሶማል ዝግህስ ውዕል ፈጢሩዎ ዘሎ ምትፍናን ድማ፡ ንዞባ ቀርኒ ኣፍሪቃ ዝህውጽ ዘሎ ክስተት እዩ።

እዚ ሕንኩር ሃውህው'ዚ ተሰፋ ዘቖርጽ ዝመስል እኳ እንተ ኾነ፡ ብቕኑዕ ፖለቲካዊ ማእዝንን ሓድሕድ ምክብባርን ዕቱብ ጻዕርን ክቕየር ዘይክእል ኣይኮነን። ዞባና፡ ብዓቕልን ትዕግስትን፡ ብሓባራዊ ስራሕን ቅኑዕ ጽምዶን፡ ካብ ዞባ ግጭትን ቅልውላውን ሽበራን ግድን ናብ ዞባ ሰላምን ልምዓትን ምትሕብባርን ክቕየር ኣለዎ። እዚ መተካእታ ዘይርከቦ ሕርያ እዩ። ብግብሪ ንምርግጋጹ ኸኣ፡ መንግስታት ዞባና፡ ሰፊሕ ኣጠማምታን ሓባራዊ ኣመለኻኽታን ብምምዕባል፡ ንዞባዊ ሰላምን ጸጥታን ብቕንዕናን ዕቱብነትን ምስራሕ የድልዮም። መንግስታት ኤርትራ፡ ግብጺን ሶማልያን ኣብ ከምዚ ዝኣመሰለ ተሃዋሲ ኩነታት ወሲዶሞ ዘለዉ ተበግሶ እምበኣር፡ ዝንኣድ ጅማሮ ኾይኑ፡ ሃገራት ዞባና ክስዕብኦ ዝግባእ ሕውነታዊ ምቅርራብ ንሓባራዊ ሰላምን ዕብየትን እዩ።

ብደረጃ ዞባ ናብ ከምዚ ዝኣመሰለ ሃውሃው ንምስግጋር ብቐዳምነት ኣብ ነፍሲ ወከፍ ሃገር ብሕልፊ ድማ ኣብ ቀርኒ ኣፍሪቃ ኣብ ሃገራት ሶማል፡ ሱዳንን ኢትዮጵያን ዘሎ ዘይርጉእ ኩነታት ተቐይሩ ስኽነት ክርከብ ክኽእል ኣለዎ።

ሶማል፡ ንህንዳዊ ውቅያኖስ፡ ባብ ኤል መንደብን ቀይሕ ባሕርን ኣብ ዘራኹብ ስትራተጂያዊ ቦታ እትርከብ 3300 ኪ.ሜ. ገማግም ባሕሪ ዘለዋ፡ ገዚፍ ጸጋታት እትውንን ሃገር'ያ። ክንዲ ዝኾነ ብደረጃ ዞባ ሰላማውን ተመላላእን ጎዶቦ ንምፍጣር ኣብ ዝሕሰበሉ፡ ምርግጋእ ሶማል፡ ግድነታዊ ቅድመ ኩነት'ዩ። ጉዳይ ምርግጋእ ሶማል፡ ብቐንዱ ሓላፍነት ህዝብን መንግስትን ሶማል እኳ እንተ ኾነ፡ ሃገራት ዞባና ሃናጺ ኣበርክቶ ክገብራ ይኽእላ እየን። ሓደ ካብኡ፡ ሶማል ካብ ዘቤታውን ግዳማውን ስግኣታት ዝከላኸለላ ሃገራዊ ሰራዊት ክትሃንጽ ምድጋፍ እዩ። በዚ ሓሳብ'ዚ ኤርትራ ሃገራዊ ሰራዊት ሶማል ንምንዳቕ መበገሲ ዝኾነ ምቕሉል ኣበርክቶ ክትገብር ምጽንሓ ዝፍለጥ እዩ። ግብጽን ካልኦት መሓዙት ሶማልን

እውን ቡብወገኖም ዝገብርዎ ኣበርክቶ ኣሎ። ስሉሳዊ ርክብ ኤርትራ፡ ግብጺን ሶማልን ድማ “ሃገራዊ ትካላት ሶማል፡ ውሽጣውን ግዳማውን ብድሆታት ንምምካት ዘኽእል ዓቕምታት ንኸድልብ፡ ሃገራዊ ፌደራላዊ ሰራዊት ሶማል ኩሉ ዓይነታት ግብረሽበራ ንምምካት ዘኽእል ዓቕሚ ንኸጥሪ፡ ከምኡ’ውን መሬታውን ባሕራውን ዶባቱ ንኽሕሉን ልኡላውነት ሃገሩ ንኽዕቅብን፡ ኣብ መንጎ ሰለስቲኦን ሃገራት ዝግበር ምትሕግጋዝ፡ ክዓሙቕን ክምዕብልን ክወሃሃድን ከምዘድሊ” ደጊሙ ኣጉሊሑዎ ኣሎ።

ልዕሊ 1.86 ሚልዮን ትርብዒት ኪ.ሜ. ዝስፍሓታ፡ መረበት 40 ሚልዮን ህዝቢ፡ ሪፓብሊክ ሱዳን፡ እቲ ዝነውሐ ፈለግ ናይ ዓለምና - ኒል፡ ሰንጢቑዋ ዝሓልፍ፡ ገዚፍ ሕርሻውን ማዕድናውን ዕቑር ሃብቲ እትውንን ሃገር እያ። ብዘለዋ ጆግራፊያውን ስትራተጂያውን ኣቀማምጣን ባህርያዊ ጸጋታትን ድማ፡ ኣብ ጸጥታን ቁጠባዊ ምዕባለን እዚ ዞባ፡ ዓቢ ኣበርክቶ ክትገብር እትኽእል ሃገር እያ። እንተ ኾነ ካብ መፋርቕ ዝሓለፈ ዘመን ጀሚራ፡ ብሰንኪ ፖለቲካውን ምምሕዳራውን መንቅባትን ነዚ ዘቤታዊ ድኻማት’ዚ ዝመዝመዘ ቀጻሊ ግዳማዊ ምትእትታዋትን ንነዊሕ እዋን ሰላምን ቅሳነትን ሓሪሙዋ፡ ሓድነት ሃገር ብዘመቓቕለ ግጭታትን ፖለቲካዊ ቅልውላዋትን ሓሊፋ፣ ኣብዚ ሕጂ እዋን ኣብ ዲቕ ዝበለ ኲናት ሓድሕድ ተሸሚማ ትርከብ። እቲ ክሳዕ ሕጂ ኣብ ህይወትን ንብረትን ወሪዱ ዘሎ ክሳራ ኸኣ፡ ኣዝዩ ዘሕዝንን ክውገድ ዝኽእል ዝነበረን እዩ።

ካብዚ ዘሎ ሃዋህው ንምውጻእ እምበኣር ኣሕዋት ሱዳናውያን ልዕልን ቅድምን ኩሉ፡ ሰላም፡ ርግኣትን ጥምረትን ሃገሮም ብምስራዕ፡ ካብ ጸቢብ ፖለቲካዊ ዕላማታትን ምዝይያድን ብዝበረኸ ንቕሓት፡ ሃገሮም ኣብ በሪ ኣማን እትበጽሓሉ ኩነት ክፈጥሩ የድሊ። ጽቡቕ ናይ ህዝቢ ሱዳን ዝምነ ኩሉ ድማ፡ ሱዳናውያን፡ ጸገሞም ክፈትሑ ብሃናጺ ጽምዶ ክደጋገፍ ይግባእ። መራሕቲ ኤርትራ፡ ግብጺን ሶማልን ካብ ዝተዘራረብሉ ዓበይቲ ጉዳያት ሓደ ኣብ ሱዳን ዘሎ ኩነታት ኮይኑ፡ ብዝቐልጠፈ ኣብ መላእ’ታ ሃገር ቀዋሚ ምቁራጽ ተጻብኦታት ተገይሩ፡ ሃገራዊ ትካላት ሱዳን ንምውሓስ ጻዕርታት ክሕይል ተረዳዲኦም ኣለዉ።

ውሽጣዊ ኩነታት ኢትዮጵያ እውን ንዞባና ዘሰክፍ ስግኣት ምኳኑ ኣይተርፎን። እቲ ዘሎ ዘቤታዊ ጸገማት ናይ ምፍታሕ ሓላፍነት ብቐንዱ ንህዝቢታት ኢትዮጵያን ፖለቲካዊ ሓይልታቱን ዝምልከት ኮይኑ፡ ምርግጋእ ኢትዮጵያ ኣብ ዞባዊ ሰላምን ውህደትን ክህልዎ ዝኽእል ኣበርክቶ ዓቢ’ዩ። ኢትዮጵያ ኣብ ርእሲ ውሽጣዊ ጸገማታ ምስ ሶማሊላንድ ዝኣተወቶ ናይ ምርድዳእ ውዕል ከኣ፡ ንልኡላውነት ሃገረ ሶማል ዝግህስን ኣብዚ ዞባ ዘየድሊ ወጥሪ ክፈጥር ዝኽእልን እዩ። ብደረጃ ዞባ ርጉእን ሰላማዊን ጎደቦ ንምፍጣር ኣብ ዝሕሰበሉ እምበኣር፡ ጉዳይ ምኽባር ልኡላውነት ሓድሕድ ግዴታ’ዩ። ካብዚ ኣመለኻኽታ’ዚ ብምብጋስ፡ ስሉሳዊ ርክብ መራሕቲ መንግስታት፡ ኤርትራ፡ ግብጺን ሶማልያን፡ “ምኽባር ንጹር መወከሲ መትከላት ኣህጉራዊ ሕጊ፡ መሰረት ዞባዊ ርግኣትን ምትሕብባርን ምኳኑ ብምግንዛብ፡ ናጽነት ልኡላውነትን ውህደትን ሃገራት ክኽበር፡ ኣብ ውሽጣዊ ጉዳያት ሃገራት’ዚ ዞባ ዝግበር ምትእትታዋት ብምግታእ፡ ሓባራዊ መኸተ ንርግኣት ክሕይል” ጸቒጡ ዘስምረሉ ጉዳይ እዩ። ምኽንያቱ ልኡላውነት ህዝብታትን ሃገራትን እናግሃሰካ ንሓባራዊ ዕብየትን ዞባዊ ሰላምን ክትሰርሕ ስለዘይክኣል።

ዞባና ካብዚ ዘለዎ ዘይርጉእ ሃዋህው ወጺኡ፡ ናብ ዝሓሸ መጻኢ ከቋምት እምበኣር፡ ብቐዳምነት ብደረጃ ነፍሲ ወከፍ ሃገር ውሽጣዊ ርግኣትን ስኽነትን ምርግጋጽ፣ ብኻልኣይ ደረጃ ድማ ብሓባራዊ ጻዕሪን ምድግጋፍን ዞባዊ ሰላምን ጸጥታን ምውሓስ መድረኻዊ ሓላፍነት መንግስታት ዞባና እዩ።

ፖሊሲ ዝምድናታት ወጻኢ ኤርትራ፡ ኣብ ናጽነት፡ ምኽባር ልኡላውነትን ሃገራዊ ረብሓን ዝተመስረተ ናይ ሰላምን ምትሕብባርን ፖሊሲ እዩ። ኤርትራ ምእንቲ ሰላምን ምርግጋእን ዞባናን ዓለምን ብዓቕማ ኣበርክቶ ክትገብር፡ ምስ ኩሎም መንግስታትን ሃገራትን፡ ኣብ ናጽነትን ምዕሩይ ሽርክነትን ዝምስረት፡ ግዝኣታዊ ሓድነትን ሃገራዊ ክብርን ዝሕሉ፡ ኩሉ መዳያዊ ምትሕግጋዝ ንምምዕባል ክትሰርሕ ከምዝግባእ ኣነጺሩ ኣስፊርዎ ኣሎ።

ነዚ ፖሊሲ’ዚ መሰረት ብምግባር፡ ኤርትራ ምስ ኩሉ’ቲ ዝሰገረቶ ብሓይልታት ዕብለላ ዝተጻዕና ከቢድ ብድሆታትን ዲፕሎማሲያዊ ተነጽሎ ንምስግዳድ ኣብ ልዕሊኣ ዝተፋሕሰ እልሞታትን፡ ኣብ ዞባና ነዚ ሰፊሕ ኣመለኻኽታ’ዚ ንምስራጽ፡ ምስ ደለይቲ ሰላምን ምዕባለን ብምትሕብባር፡ ዞባዊ ሰላም፡ ርግኣትን ጸጥታን ንምርግጋጽ፡ ቁጠባዊ ምትሕብባርን ሽርክነትን ዘደንፍዕ ባይታ ንምፍጣር፡ ብዓቕማ ክትጽዕር ጸኒሓ ኣላ። ህዝብታትን ሃገራትን ዞባና እውን ካብቲ ዝሓለፈ ሕሰም፡ ዝቐሰምዎ ትምህርቲ ቀሊል ኣይኮነን። ምስቲ ኣብ ህዝብታት ዞባና እናበረኸ ዝመጽእ ዘሎ ሰላምን ፍትሒን ዝጠልብ ንቕሓትን ናብ ሓባራዊ ዕብየትን ምዕባለን ዘቋምት ባህጊን ተኣሳሲሩ ድማ፡ እዚ ካብ ቅድም ኣትሒዛ ኤርትራ ክትብህጎን ብውሱን ዓቕማ ክትጽዕረሉን ዝጸንሐት ቅኑዕን ሰንሚን ኣመለኻኽታ’ዚ፡ ተቐባልነቱ እናዓበየ ከምዝኸይድ ዘጠራጥር ኣይኮነን። ናይ ኩሎም ደለይቲ ሰላምን ሓባራዊ ዕብየትን ተገዳስነትን ተበግሶን እናደረኾ ብዝኸደ መጠን ድማ፡ ውጽኢቱ ንህዝብታት ዞባና ክሳብ ክንደይ ኣርባሒ ከምዝኸውን ንምግማቱ ኣየጸግምን። ሃናጺን ንጡፍን ጽምዶ - ንርግኣትን ዕብየትን



# ኣፍሪቃ ካብ ተጸባዪት ናብ ተሻራኺት ብኸመይ?

ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፈወርቂ ኣብ ቀዳማይ ሰሙን መስከረም 2024፡ ኣብ 9ይ ኣኼባ መራሕቲ ሃገራት ምትሕግጋዝ ቻይና-ኣፍሪቃ ንምስታፍ ኣብ ከተማ በይጂንግ ኣብ ዝነበረሉ ዘካየዶ ቃለ-መጠይቕ፡ ንወድዓዊ ኵነታት ኣፍሪቃ ኣነጺሩ ብምግላጽ፡ ሽርክነት ምስ ምዕቡላት ሃገራት ኣድማዒ ክኸውን ኣፍሪቃ ከተጻፍፎ ዘለዋ ዕዮ ገዛ ከምዘሎ ምግላጹ ይዝከር። ቀንዲ ቀንዲ ነጥብታቱ እዚ ዝስዕብ እዩ፥

**ብድሆታት ኣፍሪቃ**

ድሑር ቁጠባ፡ ስእነት ሰላምን ምርግጋእን፡ ንሓባራዊ ምትሕግጋዝ ዝድርኽ ዞባዊ ይኹን ኣህጉራዊ ቅርጺ ዘይምህላዉ ካብቶም ቀንዲ ብድሆታት ኣፍሪቃ እዮም። ነዚ ብድሆታት'ዚ ናይ ምፍታሕ ዕዮ ገዛ ድማ ብቐንዱ ናይ ሃገራት ኣፍሪቃ እዩ።

ሃገራት ኣፍሪቃ ናጽነተን ኣብ ዝተጓናጸፋሉ መፋርቕ ዝሓለፈ ዘመን፡ ዓለም ናብ ዝሑል ኲናት ዝኣተወትሉ እዋን እዩ ነይሩ። ዝሑል ኲናት ኣብ ልዕሊ ኣህጉር ኣፍሪቃ ዝገደፎ ኣሉታዊ ስንብራት ኣሎ። ድሕሪ ምብቃዕ ዝሑል ኲናት ከኣ፡ ዝሓለፈ 30 ዓመታት እንኮ ቀጽራዊ ዓለማዊ ስርዓት ንምፍጣር ዝተሃቀነሉ ግዜ እዩ ነይሩ። ኣብዚ ክልቲኡ ዓለማዊ ሃዋህው ዝያዳ ዝተሃስየ ክፍለ ዓለም ኣፍሪቃ እዩ። ኣፍሪቃ ኣብዚ ክልቲኡ መድረኻት ተገሊላ ነይራ ጥራይ ዘይኮነት፡ ብዘይፍትሓቂ ቁጠባዊ ዝምድናታት ከም ሕሱም እናተመዝመዘት፡ ጽግዕተኛን ተመጽዋቲትን ናይ ሃገራት ምዕራብ ኮይና ዝጸንሐት ኣህጉር እያ።

ኣብዚ ሕጂ እዋን ግን፡ ዓለምና ናብ ሓድሽን ዝተፈልየን መድረኽ ትሰጋገር ኣላ። ጥፍሽና ሃገራት ምዕራብ እናተ ጋህደ፡ ሃገራት ርሑቕ ምብራቕ እስያን ካልኦትን ብቐጠባ ሓያላት ተወዳደርቲ እናኾና ኣብ ዝመጻሉ መድረኽ ንርከብ ኣለና። እዚ ኩነታት'ዚ ንኣህጉር ኣፍሪቃ ብሓደ ወገን ዓቢ ዕድል እዩ። እንተ ኾነ ምስናይ ስክፍታኡ እዩ። ኣህጉር ኣፍሪቃ ምስቲ ተሃሲያቶ ዝጸንሐት፡ ነቲ ተፈጢሩ ዘሎ ዓበይቲ ዕድላት

ተጠቒማ፣ ኣድማዒ ሽርክነት ኣብ ምህናጽ ዓቕሚ ሃልዩዎ ክትዕወተሉ ትኽእል'ዶ? ዝብል ርዱእ ስክፍታ።

### ድሑር ቁጠባ

ምስ'ቲ ዘሎ ዓለማዊ ቁጠባ ብምንጽጻር፡ ኣፍሪቃ ገና ኣብ ናይ ዕንጋሎን ድኻማን ቁጠባ እያ ትርከብ። ካልእሲ ይትረፍ ንገዛእ ርእሳ ዝኸውን ኣኽል ታርፍ ምህርቲ ኣብ እተፍርየሉ ደረጃ ኣይበጽሐትን። ስነ-ፍልጠታዊን ቴክኖሎጂያዊን ድሕረት ኣሎ። ቁጠባ ኣፍሪቃ፡ ፍርያት ዕደና፡ ሕርሻን ካልእን ብጥሪኡ ንደገ ካብ ምልኣኽ ኣይወጸን። ናብ ምምስራሕ፡ ክብሪ ምውሳኽ፡ ምስናዕ ክሰጋገር የድልዩ።

ኣብኡ ከሎ ጥረ ነገራት ድዩ ጥሪት ንደገ ትሸይጥ እንተ ኼንካ ለውጢ ክተምጽእ ዝከኣል ኣይኮነን። ኣፍሪቃ ካብ ማዕድናት ጀሚርካ ብዙሕ ጸጋታት ዘለዋ ኣህጉር እዩ። ከተመስርሖ ክትሰንዮ፡ ክብሪ ክትውስኸሉ ዘይትኽእል እንተ ኼንካ ግን ቍጠባ ኣሎ ኢልካ ክዝረብ ኣይከኣልን። ምኽንያቱ ዘይተመስርሐ ፍርያት ኣብ ዕዳጋታት ዓለም ብዝተሓተ ዋጋ'ዩ ዝግዛእ። ብኣንጻሩ ኣፍሪቃ ነቲ ኣብ ካልኦት ሃገራት ከይዱ ተመስሪሑ ዝመጸ ፍርያት ብኽቡር ዋጋ እያ ትዕድጎ። እዚ ክልተ ክሳራ እዩ። እዚ ክሳራታት'ዚ ዘስዓቦ ብድሆታት ንምቅላስ ድማ፡ ናብ ልቓሕ ክትጉዩ ግድነት ይኸውን። ምልቃሕ ጸገም ኣይምኾነን። እቲ ሕቶ ልቓሕካ ብኸመይ ትኸፍል'ዩ። ኣብ መባዝሕትኡ ከባቢታት ኣፍሪቃ ልቓሕ ንምኽፋል ዘኽእል ቁጠባዊ ንጥፈት የለን። በዚ ድማ ቁጠባ ኣፍሪቃ ካብ ግዜ ናብ ግዜ ከቢድ ዕዳ እናተለጠጠ እዩ ክመጽእ ጸኒሑ። እዚ ኩነታት'ዚ ምዕሩይ ተሻራኺ ኣብ ምርካብ ዝፈጥሮ ስክፍታ ኣሎ።

### ስእነት ሰላምን ምርግጋእን

ኣብ ኣፍሪቃ ናይ ቍጠባ ጸገማት ጥራይ ዘይኮኑ፡ ሰለምን ምርግጋእን ዘይምህላው እውን ዝዓበየ ሽግር'ዩ። ኣብ ዝበዝሓ ሃገራት ኣፍሪቃ ህንጸት ሃገር (Nation Building) ክምቲ ዝድለ ክስጉም ኣይከኣለን። ሃገራት ብጸቢብ ትሕተ ሃገራዊ ፖለቲካ ተሓሚሰን፡ ብውሽጠን ተሓቝነን፡ ይዝረጋ እየን ዘለዋ። ኣብ ከባቢና ዘሎ ኩነታት ክንዕዘብ ንኽእል ኢና። ሕብረተሰባት ሓደ ሃገር ንሓድሕዱ ዝተፋነነሉ ሃዋህው እዩ ዘሎ። ሰላምን ርግኣትን ከኣ መሰረታዊ ረቛሒ ንልምዓት እዩ። ሰላምን ርግኣትን ኣብ ዘይብሉ ልምዓት ክሕሰብ ኣይከኣልን። ጸጋታትካ ብግቡእ ክትጥቀመሉ ዕድል ዝህብ ኣይኮነን።

### ቅርጻዊ ጸገም

እቲ ካልእ ጸገም ናይ ኣፍሪቃ ቅርጻዊ (ስትራክቸራል) እዩ። ድሕሪ ምብቃዕ መግዛእቲ፡ ቀዳሞት መራሕቲ ሃገራት ኣፍሪቃ ን'ውድብ ሓድነት ኣፍሪቃ' መስረቶም። እቲ ውድብ 30 ዓመታት ገይሩ ብዙሕ ኣየፍረየን። ንሱ ተቐይሩ ካልእ ዘድምዕ ውድብ ክህልወና ኣለዎ ተባሂሉ 'ሕብረት ኣፍሪቃ' መጺኡ። ሕብረት ኣፍሪቃ እውን ከምቲ ዝድለ ኣይሰርሐን። ዞባዊ ውድባት ከም ሳደክ፡ ኢጋድ፡ ኢኮዋስ ወዘተ. እውን ኣድማዕቲ ኣይኮናን። ንኣህጉር ኣፍሪቃ ወይ ንሓደ ክፍለ ዞባ ወይ ዞባ ናይ ኣፍሪቃ ወኪሉ ብኣድማዕነት ዝሰርሕ ቅርጺ ከምዘሎ ኣምሲልና ክንዛረብ እንተኾይንና፡ ንነብስናን መሻርኽትናን ኢና ንቕሸሽ ዘለና።

ሕብረት ኣፍሪቃ ወይ ኢጋድ ዝበሃል የለን ክንብል ከለና ንምቁንጻብ ኣይኮነን። የለን ኢልና ክንጅምር ዘድልየና ምኽንያቲ ክህሉን ኣድማዒ ክኸውን እዩ። ንዘየሎ ኣሎ እናበልካ ነብስኻ ምቕሻሽ ትርጉም የብሉን። እዘን ዘለዋ ጥርናፈታት እንታይ ናይ ምምልላእ ኩነታት ፈጢረን ነቲ ቍጠባ ክሳብ ክንደይ ቀይረናኦ እንተድኣ ኢልና ኣብ ባይታ ዘምጽኦኦ ለውጢ ስለዘየለ፡ እዘን ቅርጽታት እዚኣተን ንገዛእ ርእሰን ዕዳ እየን። ስለዚ ቅድሚ ዝኣገረ ብኽፍለ ዓለም፡ ብዞባን ክፍለ ዞባን ዝሰርሕ ኣካላት ወይ ብኣድማዕነት ዘዋህህድ ቅርጽታት ክህሉ ኣለዎ።

### እቲ ፍታሕ

እዞም ዝተጠቕሱ ዓበይቲ ብድሆታት እናሃለዉ፡ ምስ ካልኦት ዝማዕበላ ሃገራት ምዕሩይ ሽርክነት ምፍጣር ዝከኣል ኣይኮነን። ናይ ብሓቂ ሽርክነት ክፍጠር እንተኾይኑ፡ እቲ ዘሎ ዓበይቲ ጸገማት ፍታሕ ክርከበሉ ክኽእል ኣለዎ። ኣፍሪቃ ኣብ ክንዲ ምምራር፡ ወይ ንካልኦት ምርጋም፡ ነዞም መሰረታውያን ናይ ውሽጢ ሽግራት ባዕሉ ክፈትሖም ኣለዎ። ድሕሪኡ ሽርክነት ምፍጣር ይከኣል። መሻርኽትኻ ይረብሕ፡ ንስኻ እውን ትረብሕ። እንተዘየሎ ባዶ ድምር ጥራይ እዩ ዝኸውን። ሓደ ዝኸስር እቲ ካልእ ጥራይ ዝኸስብ እንተኾይኑ ሽርክነት ክበሃል ኣይከኣልን።

ነቲ ዘሎ ድሑር ቁጠባ ንምልዋጥ ናብ ምስናዕ ምስግጋር የድሊ። ጥረ ነገራት ናይ ምምስራሕ ብቕዓት

ክጥረ ኣለዎ። መሰንዓት ኣብ እተማዕበለሉ ናብ ዝለዓለ ደረጃ ቍጠባ ክትድይብ፣ ዕዮን ዕድላት ሰራሕን ክትፈጥርን መነባብሮ ሰባት ክትቅይርን ትኽእል።

እዚ በበይንኻ ጥራይ ዘይኮነ ብምሕቡር መገዲ ክግበር ዘለዎ እዩ። ኣብ ሓደ ዞባ ወይ ክፍለ ዞባ ዘለዋ ሃገራት ናይ ጥምረት ቅርጽታት ፈጢረን ተወሃሂደን ክሰርሓ ክኽእላ ኣለወን። ከምኡ ዓይነት ውጽኢታዊ ጥምረት ንምፍጣር ድማ ቅድሚ ዝኣገረ ዘቤታዊን ዞባዊን ሰላም ክረጋገጽ ክኽእል ኣለዎ። ካብቲ ዘሎ ዘየዕርፍ ናይ ግጭት ሃውሃው ወጺእካ ርግኣት ምውሓስ የድሊ።

ኣብዚ መዳይ'ዚ እቶም መሻርኽትና እንብሎም እውን ክተሓጋገዙ ይኽእሉ እዮም። ብደረጃ ኣህጉር ዘሎና ብድሆታት ብልክዕ እዚ እዩ ኢልና ኣነጺርና ክንነግሮም የድሊ። ነዚ ከይሰገርካ ሽርክነት ምፍጣር ከጸግመና እዩ እሞ ንሕና ከኣ ዕዮ ገዛና ክንገብር፡ ንስኻትኩም እውን እጃምኩም ኣበርክቱ ክንብሎም ኣለና። ሓደ መረዳእታ ምስ ፈጠርና ድማ ብሓባር ነቲ ዘሎ ብድሆታት ንምስጋር ብንጹር መርሓ ጎደና ክንሰርሕ ንኽእል።

## መርገጺ ኤርትራ

ብወገንና ኣብዚ ዘለናዮ መድረኽ ክንገብሮ ንኽእል ዘወጻጽኣና ናይ ሽርክነት መርሓ ጎደና ምንጻርን ብኡ መሰረት ክግበር ዝከኣል ናይ ምትሕግጋዝ ባይታ ምንጻፍን እዩ።

ኣብ መንጎ ኤርትራን ቻይናን ይኹን ካልኦት ሃገራት ኣብ ጸዓት፡ ትሕተ-ቅርጺ፡ ማይ፡ መጓዕዝያ፡ መራኸቢታት፡ ዕደና፡ ማሕበራዊ ኣገልግሎታት - ጥዕና፡ ትምህርቲን ካልኦት ነንበይኖም ዓውዲታትን ብዙሕ ክግበር ዝኽእል ምትሕግጋዛት ከምዘሎ ርኡይ እዩ። ነዚ ዕድላት'ዚ ክንጥቀመሉ ብቐዳምነት ናትና ዓቕሚታት እናዕበናን እናመሓየሽናን ክንከይድ ኣለና።

ወርቂ ኣሎና፡ ነሓስ ኣሎና፡ እናበልና ጥረ-ነገራት እናሸጥና ክንነብር ሓሳብ የብልናን። ጂኦግራፊያዊ ብልጫታት ኣሎና፣ ብብዙሕ ነገራት ናትና ፍሉይነት ኣብ ግምት ኣእቲና፡ ቁጠባና ከነሐይሎን ከነማዕብሎን ምእንቲ፡ ዕዮ-ገዛና ንምጽፋፍ ዝሕግዘና ናይ ጽምዶ (engagement) ስትራተጂና ኣነጺርና፡ ምስ ዝተፈላለያ ትካላት፡ ኩባንያታት፡ ኣካላት ናይ መንግስቲ እናተራኸብና እቲ ከምዕብል ዘለዎ መዳያት ምትሕብባር ከነማዕብሎ ንሰርሕ ኣሎና። እንተላይ ንምክልኻልን ጸጥታን ዝምልከት ጉዳያት።

እቲ ሓይሊ እንብሎ ግን ኣብ መወዳእታ ኣብ ምምልላእ እዩ ዘሎ። ክንዲ ዝኾነ ነዚ ሕጂ ዘሎ ሃዋህው ርኢና 'ኣብ ሱዳን፡ ደቡብ ሱዳን፡ ሶማል፡ ኢትዮጵያ፡ ጅቡቲ ይኹን የመን ዘሎ ኩነታት ኣይምልከተናን እዩ፡ ናትና ናይ በይንና መገዲ ሒዝና ኢና ንኸይድ' ክንብል ኣይንኽእልን። ቅድሚ 30 ዓመታት ኢጋድ ዝመስረትና ንምምላእ ክሕግዘና እዩ። ሓቢርና ክንሰርሕ፡ ዘሎና ጸጋታት ሓቢርና ክንጥቀም እዩ ነይሩ እቲ ዕላማ። ሕጂ እውን ብኸምኡ ኢና ንሓስብ። ባይ ኣይበለናን ኢልና ንገድፎን ንሕዞን ጉዳይ ኣይኮነን። እዚ ሕርያ ኣይኮነን፣ ግዴታ እዩ።

ኣብ ዝሓለፈ 30 ዓመታት፡ ኣብ ዞባና ይኹን ካብዚ ዞባ ወጻኢ ዘለዉ ብዓለም ደረጃ ጎብለላት ኢና ዝብሉ ሓይልታት ኣብ ጕደቦና መጺኦም ክፈጥሩዎ ዝጸንሑ ህውከት ከቢድ ዕንቅፋት ኮይኑና እዩ። ኣብ ልዕለና ብፍላይ እልቢ ዘይብሉ እገዳታት እዩ ተጻዒኑ። ብወገንና ነዚ ዕንቅፋታት'ዚ መኪትናዮ ሰጊርና ወይ ሓሊፍናዮ ኢና ክንብል ንኽእል ንኸውን። ኣብ መወዳእታ ግን ዝያዳ ምቹእ ሃዋህው ንምፍጣር ምስ ጐረባብትና ተሓጋጊዝና ዞባዊ ርግኣት ንምምጻእ ክንሰርሕ ኣለና። ቅድሚ ዝኣገረ ግን፡ ናይ ገዛእ-ርእስና ዕዮ ገዛና ንገብር። ሽዑ ምስቲ ጕደቦና እንብሎ ናይ ሓባር መደባት ከነለጋግብ ንኽእል። ከምኡ እንተገይርና ብዞባ ደረጃ ጸጋታት ኣሎና፡ ዓቕሚ ኣሎና፡ ብዙሕ ነገር ክንገብር ንኽእል ኢና ኢልና ክንዛረብ ንኽእል።

## ተመኩሮ ቻይና

ኣብዚ ዝሓለፈ ሓሙሳ ዓመት ኣብ ቻይና ዝተራእየ ቍጠባዊ ዕብየት ኣብ ዓለምና መዘና የብሉን። እዚ ንኣፍሪቃ ዓቢ ኣብነትን ዕድልን እዩ። ተሞኩሮኣም ብምውሳድ፡ ካብ ሰደድ ጥረ ነገራት ናብ ምምስራሕ፡ ናብ ምስናዕ ክትከይድ ትኽእል እያ። እቲ ናይ ፖለቲካ ጎድንታቱ ንጸግዒ ገዲፍካ፡ ኣህጉር ኣፍሪቃ ናብ ምስናዕን ክብሪ (ቫልዩ) ምውሳኽን ደዪባ፡ ነቲ ዘሎ ቍጠባታት ካብ ዕንጋሎ ኣውጺኣ ናብ ዝለዓለ ክትወስዶ፡ ቻይና ኣገዳሲት መሻርኽቲ እያ። ካብ ካልኦት ከም በዓል ሩስያ፡ ጣልያን እውን ዝቐሰም ተመኩሮታት ክህሉ ይኽእል። ናይ ቻይና ግን ፍሉይነት ኣለዎ። ተመኩሮ ቻይና ንኣፍሪቃ ኣዝዩ ኣገዳሲ እዩ። እዚ ክኸውን ዝኽእል ግን ሃገራት ኣፍሪቃ ዕዮ-ገዛአን ምስ ዝፍጽማ እዩ።

# ምስፍሕፋሕ
## ዘይርብርብ ሕልሚ

ሓያሎ ልሂቃንን ፖለቲከኛታትን ኢትዮጵያ፡ ዓለም እናተቐየረ ገና ካብ መስፍናዊ ኣተሓሳስባ ዝተላቐቑ ኣይመስሉን። ሃገርን ህዝብን ዝሕምስ ዘሎ ትሕተ-ሃገራዊ ፖለቲካ፡ ምንጩ መስፍናዊ ኣተሓሳስባ ናይ'ዞም መራሕቲ ህዝቢ ኢና ዝብሉ ልሂቃንን ፖለቲከኛታት ኮይኑ፡ ሕማም ምስፍሕፋሕን ዘይናትካ ምንባሃቑን እውን ምስኡ ዝኸይድ ካልእ ካብዚ መስፍናዊ ኣተሓሳስባ ዝነቅል ሕማሞም እዩ።

ብዙሕ ግዜ ኣብ ውሽጢ ኢትዮጵያ ኣብ መንጎ ዝተፈላለዩ ከባቢታት ዝኽሰት ግጭታት፡ ጠንቁ ሕማም ምስፍሕፋሕን ምግባትን እዩ። ኣብ ዝተፈላለየ ወገናት ኢትዮጵያ ዘሎ ናይ "ብሄረይ ብሄርካ" "መሬተይ መሬትካ" ግርጭታትን ምስሕሓባትን ኩሉ ዝፈልጦ እዩ። ብፍላይ ኣብዚ ቀረባ ዓመታት፡ ኣብቲ መሬተይ እትብሎ ቦታ ንዘርከቡ ደቂ ካልኦት ብሄራት ምቕታልን ምግፋዕን ምፍንቓልን፡ ኣማኢት ኣሽሓት ሰባት ቀልዓ ሰበይትን ኣረጋውያንን ብሰንኪ ዓሌቶም ነዊሕ ካብ ዝሰፈርሉ መረበቶም ምሒኻ ምድርባይ ልሙድ ተርእዮ ኮይኑ ይርከብ። ህዝብታት ኢትዮጵያ ከም ደቂ ሓንቲ ዘመናዊት ሃገር መጠን ኣብ መላእ ሃገር ብናጻ ክንቀሳቐሱን ክነብሩን ዝግብኦም ክንሱ፡ ንዶባትካ ናይ በይንኻ ፍሉይ ሕዛእቲ ቆጺርካ፡ ኣብ ቦታኻ ንዘሰፈረ ወዲ ካልእ ብሄር ብጭካነ ምጥቃዕ፡ ናብቲ ቦታይ እትብሎ ከባቢ ተወላዶ ካልእ ዓሌት ከይኣትዉ ምኽልካል፡ ነቲ ቀንዲ መሰረት ዘመናዊ ሕብረተሰብ ዝኾነ ሓድነት ህዝብታት መመሊሱ ዝሕምርግ ዘሎ ኾይኑ፡ ናብ ብታኑ ሃገር ከየምርሕ ዘሰግእ ሓደገኛ ክስተት ፈጢሩ ይርከብ። እታ ዋና ከተማ ኣዲስ ኣበባ ከይተረፈ "ናተይ እያ - ናተይ እያ" ኣብ ዝበሃለሉ ኩነት እዩ ዘሎ - ናይ ሎሚ ኢትዮጵያ።

ሕማም ምስፍሕፋሕ ልሂቃንን ፖለቲከኛታትን ኢትዮጵያ፡ ኣብ ውሽጢ ሃገር ተሓጺሩ ዝተርፍ ዘይምዃኑ እቲ ካልእ ዝዓበየ ጸገም እዩ። ጠንቂ ውድቀት ዝሓለፉ ተኸታተልቲ ስርዓታት ኢትዮጵያ ካብ ዝኾነ ረቛሒታት እቲ ዝዓበየ፡ እዚ ካብ መስፍናዊ መስፋሕፍሒ ኣተሓሳስባ ዝነቅል ዘይናትካ ክትግብት ናይ ምድላይ ዓማጺ ባህርያት'ዚ እዩ። ብሕልፊ ድማ ናብ ባሕሪ ገጽካ ምስፍሕፋሕን መስኩት ባሕሪ ክትምንዝዕ ምድላይን ንኹሎም ዝሓለፉ ስርዓታት ናብ ውድቀት ዘምርሖም ሕዱር ሕማም እዩ።

ሕልሚ ምስፍሕፋሕ ልሂቃንን ፖለቲከኛታትን ኢትዮጵያ፡ ብተደጋጋሚ ተሳዒሩ ኩበቕዕ፡ ክሳዕ ሕጂ ካብ ድቃሶም ክነቕሑ ዘይምኽኣሎም ዘገርም እዩ። ኣብዚ ቀረባ ኣዋርሕ፡ ደግሲ ናይዚ ሕማም'ዚ ብዓውታ ከጋውሕ ንሰምዕ ኣለና። ተልመዴን ተንታኖ ጂኦ-ፖለቲካ፡ ኣብ ማሕበራዊ መራኸቢታት ጥራይ ዘይኮነ እንተላይ ኣብ መንግስታዊ ሚድያታት እናተዓደሙ፡ ንኻልእ እኳ ከደናግሩ ዘይክእሉ እንተ ኾኑ፡ ንህዝቢ ኢትዮጵያ ትፋእ ሕማሞም ክዶግሑሉ ይውዕሉ ኣለዉ። ምጉቶም ብቐንዱ ኣብቲ ፍሉጥ ጽውጽዋያዊ ታሪኽ ኢትዮጵያ ዝሰረተ'ዩ። ካብ ሕጊን ስነ-ሞጎትን ወጻኢ ደሞግራፊያዊ፡ ቁጠባውን ኤትኒካውን ረቛሒታት እንተላይ ብዝሒ ህዝቢ ዝኣመሰለ ምኽኒት ድማ ከም ተወሳኺ ምስምስ ይቐርብ። ብፍላይ ድሕሪ ምዝዛም ግጭት ትግራይን ምኽታም ውዕል ፕሪቶርያን፡ እዚ ጉዳይ'ዚ ከም ቀንዲ ኣጀንዳ ሒዞሞ ይርከቡ።

ኣብ ቀርኒ ኣፍሪቃ ብብዝሒ ህዝቢ ቀዳመይቲ እትስራዕ ሃገረ ኢትዮጵያ፡ ሕጊ ዝፈልጡ፡ ንኣህጉራዊ ዝምድናታትን ስነምግባርን ናይዚ ዘመን'ዚ ዝቕበሉ ለባማት መራሕቲ እንተ ዝዕደሉዋ፡ ለማኒት ኣገልግሎት ወደብ ወይ መስኩት ባሕሪ ዘይኮነት ተላማኒት ክትከውን እዩ ዝግባእ ነይሩ። ወደባት ኤርትራ፡ ጅቡቲ፡ ሱዳን፡ ሶማል፡ ኬንያ ክትጥቀመሉ ዝኽልክላ የለን። ኣህጉራዊ ሕጊ እውን ነዚ ዝቃወም ኣይኮነን። ኣፍደገ ባሕሪ ዘይብላ ሃገር፡ ምስ ጎረባብታ ብምርድዳእ፡ ልዑላውነት ናይ'ተን ኣብ ገማግም ባሕሪ ዝተደኰና ሃገራት ኣኽቢራ፡ ብወደባተን ክትግልገል፡ በዚ መስኩት'ዚ ኣቢላ ኣብ ባሕርታትን ውቅያኖሳትን ጥዕና ብዘለዎ መገዲ መራኽብ ክተንቀሳቕስ መሰል ኣለዋ።

ኣብኡ ወጻኢ. ግን ኣህጉራዊ ሕግታት ዝህባ መሰል የለን።

ኣገልግሎት ወደብ ብቐንዱ ቁጠባዊ ጉዳይ ስለ ዝኾነ ንወናኒ ወደብን ተጠቃምን ዘርብሕ እዩ። ብፍላይ ኢትዮጵያ ምስቲ ዘለዋ ብዝሒ ህዝቢ፡ ኣገልግሎት ወደብ ሂቡ ክረብሕ ዘይብህግ ሃገር ኣብ ከባቢ.ና ክህሉ ኣይክእልን። ብግብሪ እውን ተራእዩ እዩ። ድሕሪ ናጽነት ኤርትራ ክሳብ 1998 ኣብ ዝነበረ ዓመታት፡ ኢትዮጵያ ንወደባት ባጽዕን ዓሰብን ብናጻ ክትጥቀመሉ መንግስቲ ኤርትራ ስለ ዘፍቀደ፡ ክሳብ'ቲ ስርዓት ወያነ ባዕሉ ዝሕሰሞ፡ ወደባት ኤርትራ ንህዝብታት ኢትዮጵያ ኣርባሐ. ኣገልግሎት ይህብ ነይሩ እዩ። ኣብቲ ስርዓት ወያነ ኣብ ልዕሊ. ኤርትራ ተኸታታሊ. ወራራት ዘካይደሉ ዝነበረ እዋን ሳልሳይ ወራር (2000) ከይተረፈ፡ ኣብ ኢትዮጵያ ጥሜት ተኸሲቱ ትካላት ረድኤት ብወደብ ዓሰብ ሓገዝን ከእትዋ ኣብ ዝሓታሉ ዝነበራ እዋን፡ ኤርትራ ሰናይ ፍቓዳ ገሊጻ እያ። እንተ ኾነ ወያነ 'ኤርትራ ካብ እተርብሕ ንሕና ንጉዳእ' ብዝብል ሕስድና ነቲ ሓሳብ ነጺጉዎ።

ልሂቃን ኢትዮጵያ ዕላማኦም ወደብ ምጥቃም እንተ ዝኸውን እምበኣር ዝቃወሞም ኣይምበይምረኸቡን። እኳ ድኣ ሃገራት ከባቢ.ና ንረብሓኦን ስለ ዝኾነ ሓንጐፋይ ምበልኦ። እንተ ኾነ ሕልሞም ገማግም ባሕሪ እንዳማትካ ተቖጻጺ.ርካ፡ ኣቃውማ ህዝቢ. (ደሞግራፊ) ብምቕያር ኣፍደገ ባሕሪ ምውናን ጥራይ ዘይኮነ፡ ጸጋታት ባሕሪ ምምዝማዝ እንተላይ ወተሃደራዊ ህላወኻ ኣብ ባሕሪ ምርግጋጽ ምኳኑ፡ ከይሓብኡን ከይሓነኹን እዮም ዝምድሩ። እዚ ድማ፡ ዘመናዊ ዶብ ሃገራት ብምቕያር ጥራይ እዩ ግብራዊ ክኸውን ዝኽእል። ኣብዚ. ዘለናዮ ዘመን ማሕበረሰብ ዓለም ዝነባበረሉ ዘሎ ኣህጉራዊ ሕግታት ከም 'ቻርተር ሕቡራት ሃገራት'ን 'ሕብረት ኣፍሪቃ'ን ካልኦት ኣህጉራውያን ሕግታትን ግን ነዚ. ዘፍቅድ ኣይኮነን። ሓደ ካብ ኣዕኑድ መትከላት ማሕበረሰብ ዓለም ልኡላዊ ዶብ ሃገራት ተቐቢልካ፡ ተኸባቢ.ርካ ምንባር እዩ። ዶባት ዘመናውያን ሃገራት ክትቅይር ምፍታን ብዓለም ደረጃ ከምጽኦ ዝኽእል መዘዝ ቀሊል ስለ ዘይኮነ፣ ከምዚ. ዓይነት ጠለብ ብዝኾነ ምኽንያታት ተቐባልነት ዘለዎ ኣይኮነን። ንኣብነት ሶማሊ.ላንድ ን30 ዓመታት ዝኣክል ካብ ሶማልያ ተፈልያ ክትከይድ ዝጸንሐት ክንሳ፡ ማሕበረሰብ ዓለም ከም ሃገር ኣፍልጦ ኣይሃባን። ኣፍልጦ ምሃባ ምስ ኩሎም ኣህጉራዊ ሕግታት ምጽራርን ንሓደ ካብ ቀንዲ. ኣዕኑድ መትከላት ማሕበረሰብ ዓለም ዘዕኑን ብምኳኑ ዝከኣል ኣይኮነን። ልሂቃን ኢትዮጵያ ድኣ ኣበየናይ ዓለም እዮም ዘነብሩ ዘለዉ.?

ጠለብ ኢትዮጵያ ንኣገልግሎት ወደብ ኣብ ዝኾነ እዋን ቅቡል እዩ። እቲ ኢትዮጵያውያን ዝሓስብዎ ግን ኣገልግሎት ዘይኮነ ጎበጣ ዘይናትካ ግዝኣት እዩ። እዚ. ድማ ወራር ስለዝኾነ፡ ክፍጸመሉ ዝኽእል ዝኾነ ሕጋዊ ባይታ የብሉን። ኮይኑ ተሪፉ ብሓይሊ. ጥራይ እዩ ክኸውን ዝኽእል። ንሳቶም እውን ኣግሂዶም ናይ ሓይሊ. ኣማራጺ. ከም ሓደ ተኽእሎ እናቐመጡ ክዛረብሉ ኣይሓንከሉን እዮም። እንተኾነ ስኑ-ሞጎት ሓይሊ. ግዝኣቲ ኢትዮጵያ እውን ዘይተሃቀነ ኣይኮነን። ብዙሕ ግዜ ተፈቲኑ ብተደጋጋሚ ተሳዒሩ እዩ።

ሻለቃ ዳዊት ወልደግዮርጊስ ዝተባህለ ብዓል ስልጣን ኢትዮጵያ ነበር፡ ኣብታ "ክህደት በደም መሬት" ዘርእስታ መጽሓፉ፡ ኢትዮጵያ ኣብ 30 ዓመት ናይ ሰሜን ኩናት (ሓርነታዊ ኩናት ኤርትራ)፡ "ግዝኣታዊ ሓድነታን ናይ ባሕሪ ዶባን ንምዕቃብ" ኣስታት ሓደ ሚልዮን ወተሃደር ከም ዘጥፍኣት ይገልጽ። እዚ. ኣብ ስርዓታት ሃጻይ ሃይለስላሰን ደርግን ኮይኑ፡ ድሕሪ ስዕረት ናይዞም ክልተ ስርዓታት ብደገፍ ህዝቢ. ኤርትራ ኣብ ስልጣን ዝተኾየጠ ጃንዳ እውን፡ መጋበርያ ግሎባዊ ስትራተጂ ምዕራባውያን ብምኳን፡ ንዳግማይ ወራር ተዓሲቡ፡ ብሃብትን ህይወትን ህዝቢ. ኢትዮጵያ ተጣሊ.ዑ ኣማኢት ኣሽሓት ኣህሊ.ቑ ኩብቕዕ ነዚ. ቀዳሞት ግዝኣቲ ስርዓታት ኢትዮጵያ ዘይተዓወትሉ ዕማም ከፈጽሞ ኣይከኣለን። ሰለስቲኦም ስርዓታት ብፈጠራዊ ታሪኽን ሕማም ምስፍሕፋሕን ብቐንዱ ኣብ ልዕሊ. ህዝቦም ዝፈጸምዎ ገበን ብህይወትን ሃብቲ ሃገርን ክትመን እንከሎ ኣዝዩ ከቢድ እዩ። ሕጂ'ኸ ነዚ. ገበን'ዚ. ክደግሙ ድዮም ዝሓስቡ ዘለዉ.? 'ብሰላም ብሓባር ምንባርን ምርባሕን ይከኣል'ዩ' ዝብል ለባም ድዩ ተሳኢኑ? ወይስ 'ህዝቢ. ኢትዮጵያ ባሕሪ እንተድኣ ኢ.ልካዮ ኣፋ ማይ ይመልእ እዩ እሞ፡ ዛዕባ ካብ ውሽጢ. ንደገ ኣብ ምቕያር ይሕገዘና እዩ' ዝብል ቅማረ? እዚ. ቅማረ'ዚ. እውን እንተ ኾነ ኣብዚ. ሕጂ እዋን ንማንም ከታልል ዝኽእል ኣይኮነን። ህዝቢ. ኢትዮጵያ ሕሉፍ ታሪኽ ብዙሕ ስለ ዝመሃሮ።

# ዞባና
## ኣብ ተኻፋሲ ኩነት

ዞባና፡ ዞባ ቀርኒ ኣፍሪቃን ቀይሕ ባሕርን፡ ካብ ነዊሕ ኣትሒዙ ዞባ ውግእን ግጭታትን ዝነበረ ኾይኑ፡ ዛጊት ዕረፍቲ ዘበሃል ዘይረኸበ፡ እኳ ድኣ መመሊሱ ናብ ሓደገኛ ሃዋህው ዘምርሕ ዘሎ ዞባ እዩ።

ብ7 ጥቅምቲ 2023 ዝጀመረ መጥቃዕቲ እስራኤል ኣብ ልዕሊ ቓዛ ዓሙቱ ኣብ ዝመልኣሉ እዋን፡ እስራኤል ምስ ሕዝበላህ፡ ምስ ሑቲ፡ ምስ ኢራን ኣብ ከቢድ ምትፍናንን ምጥቅቓዕን ኣትያ ትርከብ። ከም መልሰ ግብሪ ግጭት እስራኤልን ፍልስጤምን ዕጡቕ ጉጅለ የመን ‘ሑቲ’፡ ኣብ ከባቢ ባብ ኤል-መንደብ ክፍጽሞ ዝጸንሐን ዘሎን መጥቃዕትታትን ግብረ መልሲ እስራኤልን ምዕራባውያን ሃገራትን፡ ኑቲ ቀንዲ ማያዊ መስመር ዓለምና፡ ቀይሕ ባሕሪ፡ ኣብ ከቢድ ወጥሪ ኣእትዩ፡ ዓለማዊ ስግኣት ፈጢሩ ይርከብ።

ኣብ ሱዳን ኣብ መንጎ'ቶም ብጀነራል ኣልቡርሃንን ጀነራል ደጋሎን ዝመርሑ ሓይልታት ዝተወልዐ ኲናት ሓድሕድ ተጠናኺሩ ይቕጽል ኣሎ።

ኣብ ዝተፈላለየ ክልላት ኢትዮጵያ ብፍላይ ድማ ኣብ ክልላት ኣምሓራን ኦሮምያን ዘሎ ዕጥቃዊ ተቓውሞን ሓድሕዳዊ ግጭታትን ድማ ንፖለቲካዊ ቅልውላው ኢትዮጵያ መመሊሱ የዕርጎን ይሓማምሶን ኣሎ። ኣብ ርእሲ'ዚ ኢትዮጵያ ምስ ሶማሊላንድ ዝፈጸመቶ ንምድኳን ወደብን ምምስራት ሓይሊ ባሕርን ኣብ ገማግም ባሕሪ ሶማል ዝምልከት ናይ ምርድዳእ ሰነድ፡ ምስ ሃገረ ሶማልያ ከቢድ ምስሕሓብ ፈጢሩላ፡ እቲ ኩነታት ናብ ግጭት ከየምርሕ ኣብ ዘሰግእ ኩነታት ይርከብ።

ኣብ ከምዚ ዓይነት ቅልውላዋት ዝዓብለሎ ዞባውን ዓለማውን ሃዋህው፡ ህዝቢ ኤርትራ፡ ስኢቱ ሓድነቱን ርግኣቱን ዓቂቡ፡ ውሽጣዊ ሰላሙን ልኡላውነቱን ኣውሒሱ ይጓዓዝ ኣሎ። እንተ ኾነ እዚ ኣብ ቀረባን ርሑቕን ጎደቦና ዝግሀር ዘሎ ኲናት፡ በብዓይነቱ ግጭታትን ቅልውላዋትን ናበይ ከምርሕ ከም ዝኽእል ምግማቱ ኣጸጋሚ እዩ።

ኤርትራ ኣብ 1991 ኣብዚ ዞባ ልኡላዊት ሃገር ኮይና ምስ ተቐልቀለት፡ ብደረጃ ዞባ ናብ ሓባራዊ ዕብየት ዘቋምት ሰፊሕ ዕላማታት ሒዛ ሰላማውን ተመላላእን ጎደቦ ክህሉ ብዙኃ ነይራ። እንተ ኾነ፡ ፖለቲካዊ ኩነታት ዞባና ሃገር ብሃገር ኮይኑ፡ ኣብ መንጎ ሃገራት ናይዚ ዞባ ዝጸንሐን ዘሎን ግጭታት፡ ስትራተጂ ጉብት ዓብልል ናይ ሓያላን ሃገራት ተደሚርዎ፡ ባህግናን ክዉንነትን ዞባናን በበይኑ ገይሩዎ ይርከብ። ኲናትን ግጭታትን ኣብ ዝህውጹ፡ ብጸቢብ ናይ ብሄር፡ ቀቢላን ሃይማኖትን ፖለቲካ ኣብ ዝሕመሱ፡ ግዳማዊ ምትእትታዋት ኣብ ዝዕንድረሉ ዞባ፡ ብናጻ ሕርያ ዞባዊ ዕላማታትን ውህደትን ምስራጽ፡ ብሓባር ናብ ልምዓትን ዕብየትን ምቁማት ኣሸጋሪ እዩ። ኤርትራ፡ ነዚ ዞባዊ ክውንነት'ዚ ንምቕያር ዘንቀለቶ ሓሳብ ከኣ ንረብሓ ሓይልታት ዕብለላ ዝጻረር ብምዃኑ ኣይተፈትወን። በዚ ድማ፡ ኣንጻር ህዝብን መንግስትን ኤርትራ ንልዕሊ ርብዒ ዘመን ዝቐጸለ ካብ ቅሉዕ ወራር ክሳዕ ዝተፈላለየ ሸርሒታትን ውዲታትን ዘጠቓለለ እልቢ ዘይብሉ ተጻብኦታት ዘኪቡና እዩ።

ከም ውጽኢት ናይዚ ተሃዋሲ ዞባዊ ኩነታት፡ ከም ህዝብን ሃገርን ክሳዕ ሕጂ ዝሓለፍናዮ መድረኻት ኣመና ከቢድ እዩ ነይሩ። ኑቲ ካብ እዋን ብረታዊ ቃልሲ ጀሚርና ዝኸሰኩሰናዮ መትከል ርእሰ ምርኩሳ ኣጽኒዕና ሒዝና ክንጓዓዝ፡ ካብ ዝኾነ ወገን ደገፍ ከይተጸበና ብውሽጣዊ ዓቕምና ህንጸት ሃገር እናሰላሰልና፡ ክመጽእ ንዝኽእል ተጻብኦታት ወትሩ ብትኩርነት እናተኸታተልና፡ ኣብ ቀጻሊ ሓለዋ ምዕቃብ ልኡላውነትን ምውሓስ ሰላምን ርግኣትን ክንጽመድ ኣገዲዱና እዩ።

ሕጂ እውን “ብዕራይ ናብ ዘበለ የብል ዕርፊ ኣጽንዕ” ከምዝበሃል እዚ ዘሎ ዞባውን ዓለማውን ኩነታት ዝምህረና ዓብዩ ቁም ነገር እንተሎ፡ ዝያዳ ኹሉ ውሽጣዊ ርግኣትናን ውህደትናን፡ ክንዕቅብን ዝያዳ ከነሰውድን ከምዘለና እዩ። ብሕልፊ መንእሰያት ነዚ ኣኽቢቡና ዘሎ ዞባውን ዓለማውን ሃዋህው ብዕምቈት ክንርድኦን ኣብ ውሽጢ ከመይ ዝኣመሰለ ሃዋህው ንነብር ከምዘለና ኣስፈሕና ክንርእን ኣገዳሲ'ዩ። ወድዓዊ ኩነታት ከባቢኻ ምርዳእ መድረኻዊ ተልእኾ ሃገር ንምግንዛብ ስለ ዝሕግዝ።

ከም ህዝቢን ሃገርን እቲ ዝዓበየ ብልጫናን ዓቕምናን፡ ኣብ ፈታኒ መድረኽ ተሳሒሉ ዝወጸ ፖለቲካዊ ብቕዓትናን ሃገራውነትናን ኩብርታትናን እዩ። ኣብዚ ዘለናዮ እዋን ካልእ ዘኪይት ገዚፍ ቁጠባውን ፊናንስያውን ብቕዓት ኣለና

ክንብል ኣይንኽእል። ልክዕ'ዩ ምሉእ ዘይጉዱል ዕቑር ባህርያዊ ሃብቲን ጸጋታትን ኣለና፣ ግን ከኣ ብምልኣት ኣብ እንምዝምዘሉን እንረብሓሉን ደረጃ ኣይበጻሕናን። ሰላምን ሃገራዊ ክብረትን ኣውሒስና ድኣ'ምበር፡ ኣብቲ ንድለዮ ደረጃ ምዕባለ ኣይበጻሕናን። ገና ናብኡ ኣብ ዘምርሕ ድርኩኺት ኢና ዘለና። ዘለናዮ መድረኽ ከኣ፡ ኣብ ሓደ እዋን ዕድልን ብድሆን ኮይኑና ኣሎ።

እቲ ዕድል ንብሎ፡ ብቐንዱ ኣብዚ ተሃዋሲ ዞባ ውሽጣዊ ሰላምናን ርግኣትናን ዓቂብና ንኸይድ ምህላውና እዩ። ኣብ ትሕቲ ሰላም ዝርከብ ናይ ስራሕ፡ ህንጸትን ኣፍራይነትን ግዜ ክንጥቀመሉ ስለእንኽእል ኣቃሊልካ ዘይርአ ጸጋ እዩ። ኣብቲ ዝሓለፈ መድረኻት ዝተኸሰረ ግዜን ዕድላትን ብቕልጡፍ ንምድባስ ብሓያል ጻዕሪን ስራሕን ክንሰጉም ምስ ከባቢና ብምዝማድ ዝሓሸ ዕድል ኣለና። እቲ ብድሆ እንብሎ ድማ፡ እቲ ኣኽቢቡና ዘሎ ዞባዊን ዓለማዊን ሃዋህውን እዩ። እዚ ኩነታት'ዚ ናበይ ከምዝምርሕ፡ ኣብ ከባቢና እንታይ ዓይነት ጸጥታዊን ቁጠባዊን ጸገማት ክፈጥር ከምዝኽእል ምግማቱ ኣሸጋሪ እዩ። እዚ ንኣና ጥራይ ዘይኮነ ንዞባናን ዓለምን እውን ዓቢ ስግኣት እዩ።

የግዳስ ጉዕዞ ህዝብን ሃገርን ኩሉ ሳዕ ብድሆታት እናሰገርካ ዝሓሸን ዝለመጸን መድረኽ ናይ ምፍጣር ዘየቋርጽ ጉዕዞ እዩ። ከም ኣብ ዝሓለፈ መድረኻት፡ ኣብዚ ህልው ዞባውን ዓለማውን ኩነታት ብዓወት ክንምርሽ ዘኽእለና ኩለንተናዊ ብቕዓትናን ንያትናን ሓይልናን እዩ።

ሓይልን ብርትዖን ሓደ ህዝቢን ሃገርን ዝያዳ ኩሉ ፖለቲካዊ እዩ። ልዕሊ ኣጽዋር ወይ ገንዘብ፡ ፖለቲካዊ ሓይሊ እቲ ዝዓበየ ረቛሒ ናይ ብቕዓት ምዃኑ፡ ካብ ተሞኩሮና ዝዓቢ ምስክር የለን። ከም ኣብ ማእከል ሓያል ማዕበል ጸኒዓ ደው ዝበለት መርከብ ክንከውን ዘብቅዓና ብቐንዱ እዚ ዘቤታዊ ብልጫና እዩ። ስለዚ ነዚ ምስጢር ዓወትና ዝኾነ፡ ፖለቲካዊ ሓይሊ ምስሳን፡ ቅድሚት ዝስራዕ ዕማምና እዩ። ምኽንያቱ ንሱ'ዩ እቲ ቀንዲ ምንጪ ሃገራዊ ሓይልናን ዋሕስ ሰላምናን ዓወትናን። ፖለቲካዊ ሓይልና ካበይ'ዩ ዝምንጩ እንተድኣ ኢልና፡ ናብ ክብርታት ኢና እንምለስ። ስለዚ ነዚ ህልው መድረኽ ክንበቕዖን ክንሰግሮን፡ ሕጂ እውን ልዑል ሃገራውነት፣ ሓድነትን ስኒትን፣ ንጡፍ ሱታፌ ኣብ ሃገራዊ ጉዳይ፣ ፍትወት ስራሕ፡ ትምህርትን መሃዝነትን፣ ሓጺናዊ ዲሲፕሊን፣ ርእሰ-ተኣማንነትን ርእሰ ምርኮሳን፣ ጽኑዕ ምትእስሳር ህዝብን መሪሕነትን ኣብ ቦታኡ ክህሉ ኣለዎ። ነዚ ሒዝና ጥራይ ኢና፡ ነቲ ኣብ ከባቢና ዘሎ ኵነታት ብጥንቃቐ ኣናብባ እናተኸታተልና ሰላምናን ርግኣትናን ከነውሕስን ኣብቲ ቀንዲ ዕላማና ህንጸትን ዕብየትን ሃገር ክንጽመድ እንኽእል።

እቲ ካልኣይ፡ ዓብዩን ኣገዳሲን ምንጪ ሓይልን ብርትዐን፡ ቁጠባዊ ብቕዓት እዩ። ቁጠባዊ ብቕዓት፡ ኣብ ምሕያል ወተሃደራዊን ጸጥታዊ ብቕዓት፡ ኣብ ምርግጋጽ ምዕባለን ምቕያር ዓይነት መነባብሮን ወሳኒ ግደ ኣለዎ። ስለዚ፡ ምርግጋጽ ቁጠባዊ ብቕዓት ህጹጽ ተልእኾ ናይዚ መድረኽ'ዚ እዩ። ንሰለስተ መዋእላት ኣብ ሃዋህው ኲናት ስለዝሕለፍናዮ ብኡ መጠን ዝወረደና ማህሰይቲን ዘለና በሰላን ዝኸወል ኣይኮነን። ሓቂ'ዩ፡ ጎድኒ ጎድኒ መኸተና፡ መሰረታት ልምዓት ኣብ ምንጻፍ ዘይንዓቕ ልምዓታዊ ስርሓት ከነሰላስል ጸኒሕና ኢና። እዚ ግን መበገሲ ዝኾውን ድኣ እምበር፡ ምስ ራእይና ጥሙሕናን ኣነጻጺርካ ክርአ እንከሎ ቁንጣሮ እዩ።

እዚ መድረኽ'ዚ እምበኣር፡ ነቲ ብቓልሰናን መስዋእትናን ዘረጋገጽናዮ ውሽጣዊ ሰላምን ርግኣትን ዓቂብናን ኣደልዲልናን፡ ዝኸሰርናዮ ግዜን ዕድላትን ንምምላስ ብዓጸፋ ክንሰርሓሉ ዘለና፡ ናይ ዕዮን ምዕዛዝ ኣፍራይነትን መድረኽ ምዃኑ ብዕምቈት ተገንዚብና፡ ብሓያል ወኒን ናይ ስራሕ ተሃንን ኩለንተናዊ ህንጸት ሃገር ከነቀላጥፈሉ ዘለና እዋን'ዩ።

ዘቤታዊ ኩነታት፡ ኣገዳሲ ይኹን'ምበር፡ ሓደ ሃገር ካብ ከባቢኡን ዓለምን ተነጺሉ ዝነብር ኣይኮነን። ዞባዊን ዓለማዊን ኩነታት ኣዝዩ ጸላዊ እዩ። ሃገራዊ ሸቶታት ዝያዳ ውሕስነት ክህልዎ ዞባዊ ሰላም ኣገዳሲ እዩ። ስለዚ ድማ ኢና፡ ንዞባና ካብ ናይ ግጭትን ተጻብኦን ናብ ዞባ ሰላምን ምትሕግጋዝን ሽርክነትን ንምቕያር ካብ ምትጋህ ክንሰልኪ ኣይግባእን።

ዝሰገርናዮ ብድሆታትን ሕጂ ዘሎ ሃዋህውን ርኢና፡ እዚ ኩነታት'ዚ መወዳእታ ናበይ'ዩ? እምበር'ከ መወዳእታ ኣለዎ ድዩ? ክንብል ንኽእል ንኸውን። እቲ መልሲ፡ 'ናይ ምንታይ መወዳእታ?' ዝብል ሕቶ እዩ። . . . ዕድላትን ብድሆታትን ነፍሲ-ወከፍ መድረኽ ይፈላለ ይኸውን እምበር፡ ኣብ ዓለም መወዳእታ ምዕራፍ ዝበሃል የለን። ሕብረተሰብ ሰላሙ፡ ጸጥታኡን ምዕባለኡን ንምውሓስ ብቐጻሊ ኣብ ቃልሲ'ዩ ዝነብር። 'ምቕላስ ህይወት ዘይምቕላስ ሞት' ይብሉ ነይሮም፡ ቀዳሞት ተቓለስቲ!



# ባሕርናን ባህርይናን

## ኣሕሊፍና ኣይንህብን!

## ጐረቤትና ‘ባሕሪ’፡ ጐይቶቶም ድማ ‘ተንበርካኺ ባህሪ’ እናጠለቡ ‘ሞኽ’ ኣቢሎምና። ንሕና ኸኣ ዘበት!

ኤርምያስ ሰሎሞን

**“ንሕና እንደልዮ ግና ከምቶም ካልኦት ህዝብታትን መንግስትታትን መሰልና ጥራሕ’ዩ። ከምዚ ዝብል ትምኒት ስለ ዝሓደረና ድማ ዓገበኛታት ተብሂልና ክንስመ ኣይክኣልን’ዩ። … እንደልዮ ‘ነጻነትን ሓርነትን’ እዩ። ደምና ኣፍሲስና ክንረኽበን ድማ ዕጡቓት ኢና።”**

*ዓብደልቃድር ከቢረ*

*(ምንጪ፦ ሰሙናዊ ጋዜጣ 3 ሓምለ 1947 ቁ. 252)*

እዚ ናይ ቅድሚ ሰብዓን ሸውዓተን ‘ግብራዊ’ ቓል እዩ። ነታ ‘ግብራዊ’ እትብል ቃል ነስምረላ። ምኽንያቱ፡ ንባህጊ ናጽነትን ሓርነትን፡ ባዕሉ እዚ በሃሊ ናይ’ዛ ቓል ዝኾነ ሓርበኛ ተግቢርዎ እዩ፣ ደሙ ክዕይሉ! ህይወቱ ከፊልሉ፣ ድሕሪኡ ዝቐጸለ ወለዶ ብረታዊ ቓልሲ ንሓርነት’ውን ኣሰሩ ስዒቡ - ደሙ ኣፍሲሱ - ንናጽነትን ሓርነትን! እቲ ንሪምካ ደም ምፍሳስ ባህሊ ኾይኑ ይቕጽል ኣሎ። እቲ ዘሕብን ነገር ግና - ወትሩ ተዓወትቲ ምዃንና እዩ። ቃል ኣባሓጐታትናን ኣያታትናን ከየዕበርና ንምርሽ ኣሎና፣ ገና ድማ ኣለና!

ሓራ ኴንካ ምንባር ኣሸንኳይዶ ‘ሰብ’ እዚ በዓል ኣእምሮ፡ እንስሳ’ኳ ኣብ መሮሩ ከረጋግጾ ወትሩ ክጽዕተሉ መትከላዊ ባህጊ እዩ። ስለዚ፡ ናብራ እንተ ኸበደና፡ ሓቅና! ተሪር ግዜ ነዊሑ እንተ በልና፡ መኣስ ተጋገና! ‘እሞ እንታይ ንግበር እንተ ኢልና ግና፡ እቲ ምርጫ ኣዝዩ ብዙሕ ኣይኮነን ጥራይ ዘይኮነ፣ ሕማቕ ኣጋጣሚ ኾይኑ ኣብ ኢድና ጥራይ ዝርከብ ዘይምዃኑ እዩ!

እቲ ናብ ምዕቡል ዓዲ ‘ተሰዲዱ’ እልቢ ዘይብሉ ‘ሓርነታት’ ዘስተማቕር’ኳ፡ ‘ዓድ’ኻ’ዩ፡ ዓድ’ኻ’ ብምባል፡ ነቲ ሃገራዊ ሓርነት ወትሩ ሃንቀው ይብሎ። ኣቱም ሰባት፡ ሸሕ ግዜ ‘ቅሬታታት’ ይሃልወና፡ ‘ቅሬታታትና መባድልቲ ሓቀኛ ሓርነትና ክኾኑ ኣይግባእን!” ኢና ንብል ዘሎና። ‘ቅሬታታት’ ወይ ‘ዘይዕግበታት’ ሳዕቤን ናይ ብዙሓት ዝርድኡናን ዘይርድኡናን ከምኡ’ውን ንፈልጦምን ዘይንፈልጦምን ነገራት እዮም። ክንዲ ዝገዝፉ ይግዝፉ፣ ክንዲ ዝነውሑ ይንውሑ፣ ክንዲ ዝሰፍሑ ይስፍሑ ግና ብዋጋ ሓርነትናን ልኡላውነትናን ክፍወሱ ዘይክእሉ ምዃኖም ኣይንዘንግዮምን ንኸውን። ስቕ ኢልና ንስለ መዘኻኸሪ እምበር፡ ኣይ ብልቢ ስለ ዘይዘንጋዕናዮ እንዲና ደኣ ክሳዕ ሕጂ፡ ደምናን ረሃጽናን፣ ግዜናን መጻኢናን እናኸፈልና ነውሕሶም ዘሎና።

እቲ ወትሩ ዝእወጀልና ኲለንተናዊ ሓደገኛ ኲናት ድማ ንሓርነትናን ልኡላውነትናን ዒላማ ዝገበረ ምዃኑ እዩ። ንሕና ድማ ኣብዛ ጉዳይ በጺሕና ሰለም ምባል የልቦን። ሓንሳእ ቀም እንተኣቢልካ፣ ንሓዋሩ ንኸይትትንስእ ዘወጣወጡ ኣባትር እልቢ የብሎምን።

**“… ኑቲ ወይስ ኑቶም ካብ ጉዳይ ኤርትራ ኣዘንቢሎምሲ ናብ ዘይግድስና ኻልእ ጉዳያት ኪመርሑና ኢሎም ኣብ ዘይጃልባና ከሰቕሉና ዚደልዩ ሰባት ኣይንሰምዓዮም። ናይ ነፍሰ-ወከፍና መልእኽቲ ወይ ኣገልግሎት ኣብ ልዕሊ ኤርትራ ጥራይ ኢዩ።”**

*ወልደኣብ ወልደማርያም*

*ምንጪ፦ ደሃይ ኤርትራ ጥሪ 1953 ቁ. 16.*

ታሪኽና እዚ’ዩ። ሓድሽ ነገር የብሉን። ጸላእትና ወትሩ ከህውትቱና ምስደለዩ እዮም። ንሕና ድማ መልስና ወትሩ፡ ‘ግደፉና፣ ዕረፍቲ ሃቡና። ብሃገርና ኣይትምጽኡና።’ ኾይኑ ይቕጽል ኣሎ። ክሳዕ ሕጂ፡ ጐረቤትና ‘ባሕሪ’፡ ጐይቶቶም ድማ ‘ተንበርካኺ ባህሪ’ እናጠለቡ ሞኽ ኣቢሎምና። ንሕና ግና ክሳዕ ሕጂ ባሕርናን ባህርይናን ኣሕሊፍና ኣይሃብናን። እቲ ኣዝዩ ዘገርም ድማ ንሳቶም ወትሩ መገዲ ጥፍኣቶም ዘይስሕትዎ፣ ንሕና ድማ ፍኖተ ድሕነትና ወትሩ ዘይጠፍኣና ምዃኑ እዩ። ኣጸቢቕና ኢና እንፋለጥ!

**“ተንከለኛን ቅጥፈትን ንዝኾነ ዕላል ጸላኢ ኣይትሰምዑ፣ ወግዱዎ ንዮው በሉዎ። … ንናጽነት ንጋደሎ ኣሎና። እዚ ቃል’ዚ ንድሕሪት ኪምለስ ዘይክእል፣ ዘይሕባእ፣ ዘይሕሰን ዘይጥበርን ኢዩ። ስለዚ’ውን እቶም ጸላኢ ብዛዕባኡ**

**ዝበሉ እንተበሉ ኣይትሰምዕዎም። ዕላሎም መጣፍርን ዓንቃፍን ኢዩ። ብስም ናጽነት ኤርትራ እዕድመኩምን እላበወኩምን። ናጻን ሓራን ደሞክራሲያዊትን ኤርትራ ንዘልኣለም ትንበር!"**

*ቃል ኢብራሂም ሱልጣን*

*ምንጪ፥ "ሓንቲ ኤርትራ 4 ለካቲት 1950፡ ቍ.2"*

ኣቱም ሰባት፡ ንሕና'ኮ ደቂ እዚኣቶም ኢና። እዚ ኹሉ ኣብ ላዕሊ ክንጠቕሶ ዝጸናሕና ሓቅታት፡ ዕምቈትን መሰረትን ሓርነትናን ልኡላውነትናን ነዊሕን ዓሚቝን ምኳኑ ብኣብነት ንምጥቃስ እዩ። ስለዚ፥ መንእሰያት ክንግንዘቦ ዝግብኣና ሓደ ዓብይ ሓቂ ኣሎ። እቲ ዘሎናን ዝዕንቅፈናን ዘሎ ኣበራት ወይ ድኽመታት ናይዛ ሃገር ብዓይኒ ልቦና እምበር ብስምዒት ኣይነሳሰዮ። ምኽንያቱ፡ ነቲ ኣበር ክንኣልይ ክንብል፡ ገለ ክብርታት ምስኡ ከይንልክም ጥንቕቕ ደኣ ንበል። እምበር፥ ሕጂ'ውን ልኡላውነት ሃገርን ክብርታት ሓፋሽን እናሓለኻ ዝግበር ኲለንተናዊ ለውጢ፥ 'ሓላል' ስለ ዝኾነ ዘሰክፍ ይኹን ዘፍርሕ የብልናን።

ለውጢ ግና ብባህርይኡ ኣብ ስምዒት ዘእቱን ገለ ክፋሉ'ውን ብስምዒት ዝትግበርን ስለ ዝኾነ፡ ንነገራት ኣስፊሕካ ምርኣይ የድሊ። ምኽንያቱ፡ ገሊኡ ብስም 'ለውጢ' ውሽጣዊ ጥሙሑ ዘርዊ ኣሎ፣ ብስም 'ለውጢ' ጸቢብ ኣተሓሳስባኡ ዘተግብር ኣይሰኣንን፣ ገሊኡ'ውን ባህጊ ሓፋሽ ዘይኮነ፡ ባህጊ ናይ 'ሰብ-ዘይደሓንን ጸላእትን'ለውጢ ዘሳሲ ኣሎ። ስለዚ'ዩ እምበኣር፥ ግዜ ትርር ክብለካ ኸሎ'ን፡ ለውጢ ክትብህግ ከለኻን ዝያዳ ክትጥንቀቕ ዘድሊ። ታሪኽ ቃልሲ ንሓርነትና ከም ዘነጽሮ፣ ማዕረ'ቲ ንሓርነት ዝኸፈልናዮ ለውጢ፣ በበይኑ ጕጅለኣዊ ሓሳባት ናብ ሓደ ሃገራዊ ኣተሓሳስባ ንምምጻእ እተኸይደ ቃልስን እተኸፍለሉ ዋጋን እምብዛ ከቢድ እዩ ነይሩ።

'እሞ ክሳዕ መኣስ ኢና ደኣ ብኸምዚ፥ 'ብዘይ ለውጢ' ክንቅጽል?' ዝብል 'ግሩህ' ሕቶ ክለዓል ባህርያዊ እዩ። እቲ መልሲ፥ ሓጺር'ዩ - 'ፈለማ ነቲ እንደልዮ 'ለውጢ' ብልክዕ ንግለጾ (define ንግበሮ)፣ ድላይናን ትርጕምን ንሃቦ ግና ክሳዕ ዘየዕረፉና፣ ንሕና ዕርፍና ከየስፈልና ክንቅጽል ኢና' ዝብል'ዩ።

ኩሉና መንእሰያት፡ እቲ ግርህ ኢልና 'ለውጢ ክህሉ ኣሎዎ' እንብሎ ድማ ኲልና በብዓውድና ንግለጾን ነነጽሮን። ብድሕሪኡ ድማ ስለ ምንታይ'ዩ 'ከምኡ' ዝኸውን ዘሎ ኢልና ዓዲ ነእትዎ። እቲ ናይ 'መንግስቲ' ንመንግስቲ፣ እቲ 'ናትና' ድማ 'ንኑብስና' ንሕተት።

ኣብ ኣስመራ ተፋሒሩ ከይተደፍነ ምሕላፍ ዝኸልኣና ጉድጓድ እንተ'ሎ፣ 'ኣየ! እታ እንታይ'የም እዚኦም?!' ኢልናዶ ንሓሚ ወይሲ መን'ዩ ፈሓሪ፣ ስለምንታይከ ዘይተደፍነ፣ ብሰንኪ ዘይምድፋኑ እተፈጥረ ጸገምከ ንዘምልከቶ ኣካል ነሕልፍዶ!?

'ደቅና ተመሃሮ ከምቲ ዝድለ ይነፍዑ የለዉን' እንተ ኢልና፡ ንመን ንሓምይ? ኣብ ደቅና እንገብሮ ኣተሓሕዛ ከመይ ኣሎ? መምህራንከ ግቡእ ተራኦም ይጻወቱዶ ኣለዉ? ኣብያተ ትምህርቲኸ ኣብ ኣልያ መምህራንን ተመሃሮን ከመይ ኣለዋ? ስርዓተ ትምህርትናኸ ነዚ ዘሎ እዋናዊ ለውጢ ይበቕዕ ድዩ? ወዘተ. እቲ ሕቶ በብመድረኹን መምስ ፍታሑን ጌርናዶ ንዛተየሉ ወይሲ ቈናጢርና ወይ ኣሕፊሽና ኢና ንሓምይ!?

እዚ ውሑድን ርቡሕን ህዝቢ ብመግቢ ርእሱ ክኽእልን ጥጡሕ መንብሮ ከሕልፍን እንተኾይኑ፡ ጕዲሎም ዘለዉ ረቛሒታት ኣየኖት'ዮም? ብሃውሪ ዲና ንሓምይ ወይሲ ጥሉል ሓበሬታ ኣለና? ኣብ ርእሲኡኸ እንታይ እንተተገብረ ይሓይሽ ኢልናኸ ንካታዕዶ? ብሓሳባት ከ ንራጸምዶ ወይ ኣብ ሓደ ዝኣንፈቱ ሕሜታ ኢና ተሰማሚዕና እንፈላለ?

'ኣብ ፖለቲካ ኸኣ ኣመና ነቓጻት ኴንና'ኢልና ጥራይ ዲና ንሓምይ ወይሲ ትርጕም ንቕጽናን ምትዕጽጻፍን ብንጹር ክንፈልዮ ንኽእል ኢና። ካብዚ ንኸዶ ዘሎና ፖለቲካዊ ኣካይዳ ዝሓሸ ኣማራጺ ሓሳብከ ኣሎናዶ? ኣብዚ ጕዳይ ኣብ ጭቡጥ ሓበሬታ እተመርኰሰ ክትዕዶ ነዘውትር ወይሲ 'ማሕበራት' ማሕበራዊ ሚድያ ኣብ ዝቋማጥዓሉ ጭቃ ኢና እንጽንበር?

ንኣብነት'የ ገለ-ገለ ዓውድታት ጠቒሰ እምበር፡ ኣብ ኩሉ ጽላታትን በብሞያናን ዕሙቕ ዝበለ ኣፍልጦ ንሓዝ ያ ጀምዓት! እምበር፥ ኣብ እልቢ ዘይብሉ ጕዳያት እልቢ ዘይብሉ ቅንጥብጣብ 'ፍልጠት'ናብ ዘሰጕመና የብሉን፣ ብኣንጻሩ እኳ ደኣ ንድሕሪት ክጕትተና ይኽእል'ዩ። ሰብ በብዓውዱ ክሓስብን ነንዓውዱ ክመልኽን ምስ ጀመረ እዩ፡ ኣድህቦ ዝረኽብ። ኣድህቦ ምስ ረኸበ ድማ 'ግብራዊ' ወራሲ ይኸውን። እምበር፥ ካብ ሞያኻን ጕዳይካን ወጻኢ ምህውታትሲ ኣይ ባህልናን፣ እንተላይ ኣይባህርይናን!

ከምቲ ኣባላት ሓይልታት ምክልኻልና 'ሞያኦም' ገጥ ኣቢሎም፡ ንጸላኢ ፈቓቕ ከይፈጠሩ፥ ኣብ በረኻታት እናሰፈሩ፣ ናብ ልምዓት ድማ እናወፈሩ፥ ንቶም ካልኦት ሰላም ዘሕድሩና ዘለዉ፣ ንሕና ድማ በብሞያና ኲለንተናዊ ብቕዓት ነጥሪ'ሞ፣ ናብ ፍጹም ልምዓት ብድድ ንበል። ሽዑ'ዩ ድማ እቲ 'ለውጢ' ዝጅምር!

ኣብ መጻኢ'ውን፡ እዛ መጽሔት ንባዕላ፡ ንኹልና ካብ ሓፈሻዊ ሓሳባት ኣውጺኣ፡ በብሞያና ብደቂቕ ንኽንዛተ ዕድል ክትከፍተልና እላቦ። ምኽንያቱ፡ ዓለም ካብ ደቂቕ ናብቲ ዝደቐቐ እናተራቐቐት፡ ንሕና መንእሰያት፡ (እሞ ድማ ኤርትራውያን መንእሰያት) ብኹለንተናና ብቑዓት ብምዃን፡ ነዛ ኲለንተናና እንውፍየላ ዘለና ሃገር በብሞያና ክንመራመረላን ክነዕብያን ደኣ'ምበር፥ ኣብ ሓፈሻዊ ሓሳባትን ዕላላትን ክንጽመድ ኣየጸብቐልናን'ዩ ጥራይ ዘይኮነስ ...! *(ባዕልኹም ቀጽሉዎ)*




# ሃገራዊ ዓውደ-ዘተ

## ተሳትፎን መሃዝነትን መንእሰያት ኣብ ሕርሻዊ ልምዓት

ቀዳማይን መሰረታውን ዕላማ ኩሎም ህይወታውያን፡ ምምእራር መግቢ እዩ። ብሕልፊ ድማ ኣብ ደቂ ሰባት፡ ምውሓስ መግቢ፡ ምርግጋጽ ህላወን ቀጻልነትን ህይወት ጥራይ ዘይኮነ፡ ምንጪ ኩለንተናዊ ምዕባለታት እዩ። ታሪኽ ከምዘረጋግጾ፡ ኣኽል-ታርፍ ሕርሻዊ ምህርቲ ሓፊሱ ብመግቢ ርእሱ ከይከኣለ ዝሰልጠነ ህዝቢ የለን።

መንግስቲ ኤርትራ፡ ምርግጋጽ ውሕስነት መግቢ ኣብ ልምዓታዊ ስትራተጂኡ ቀዳምነት ናይ ቀዳምነታት ገይሩ ብምስራዕ፡ ሕርሻዊ ንጥፈት ካብ ያታዊ ናብ ዘመናዊ ንምቕያሩ፡ ኣብ ምውዳድ ትሕተ-ቅርጺ ሕርሻን ምብርባር ሕርሻዊ ንጥፈትን ገዚፍ ወፍሪ ከፍስስን ሓያል ጻዕሪ ከካይድን ጸኒሑ ኣሎ።

ኣብዚ ወፍሪ'ዚ መሪሕ ተራ ዝጻወት ዘሎ ኣብ ሰራዊትን ዝተፈላለዩ ትካላት መንግስትን ሃገራውያን ኩባንያታትን ኤርትራ ተዋፊሩ ዝርከብ መንእሰይ እዩ። ኣብ ግላዊ ሕርሻዊ ዋኒን ተዋፊሮም ሕብረተሰብ ረባሒ ሕርሻዊ ልምዓት ከም ዝኸውን ኣብ ምግባር፡ ዝተባባዕ ውጽኢት ዘመዝግቡ ዘለዉ ሓያለ መንእሰያት'ውን ኣለዉ። መንእሰይ ናይዚ ዘለናዮ መድረኽ እምበኣር፡ ውሕስነት መግቢ ናይ ምዕዋት ሓላፍነት ተሰኪሙ ዘሎ ወለዶ'ዩ ክበሃል ይከኣል። ክንዲ ዝኾነ፡ መንእሰይ ኣብ ንጥፈታት ሕርሻ ተገዳስነቱ ከዕቢ፡ ብዛዕባ ሕርሻ ዘለዎ ፍልጠት ብምዕማቑ ናይ ገዛእ ርእሱ ምርምራት ብምውሳኽ ጻዕሩ ናብ ቅኑዕ ኣንፈት ክቐንዕ ይግባእ።

ሚኒስትሪ ሕርሻን ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራን ነቲ "ውሑስን መኣዛውን መግቢ ንኹሉ፡ ኣብ ኩሉ" ንምርግጋጽ ተሓንጺጹ ዘሎ ስትራተጂ ንምዕዋትን ተሳትፎ መንእሰያት ኣብ ሕርሻዊ ዋኒን ንምትብባዕን ዝዓለመ ሃገራዊ ዓውደ ዘተ ብ19 መስከረም 2024 ኣብ ትሕቲ "ውሁድ ተሳትፎ መንእሰያት ኣብ ሕርሻዊ ልምዓት" ዝብል ቴማ ኣብ ኣስመራ ኣዳራሽ ሃኮሰኤ ካብ ኩለን ዞባታት ዝተዋጽኡ ልዕሊ 140 ሓለፍቲ ክልቲኡ ወገናትን ክኢላታትን ዝተሳተፍዎ ሃገራዊ ዋዕላ ተቓኒዑ።

ዕላማ እቲ ዝተኻየደ ሃገራዊ ዓውደ ዘተ፡ ሚኒስትሪ ሕርሻ ውሑስን መኣዛውን መግቢ ንኹሉ፡ ኣብ ኩሉ ንምርግጋጽ ሓንጺጹ ዝሰርሓሉ ዘሎ ስትራተጂ ንምዕዋት ምስ መሻርኽቲ ብምውህሃድ ተራን ተሳትፎን መንእሰያት ንምዕዛዝ እዩ





ነይሩ።

ኣብ መኽፈቲ ናይቲ ሃገራዊ ዋዕላ፡ ሚኒስተር ሕርሻ ኣቶ ኣረፋይነ በርሀ ኣብ ዘስምዖ መኽፈቲ ቃል፡ እቲ ሚኒስትሪ በብእዋኑ ብዝሕንጽጾም ስትራተጂታት ንምዕዋት ብዕቱብ ክሰርሓሉ ከም ዝጸንሐ፡ ከም ውጽኢቱ ድማ ካብ ምርግጋጽ ውሕስነት መግቢ ናብ ምርግጋጽ ውሑስ መኣዛዊ መግቢ ተሰጋጊሩ ይሰርሓሉ ከም ዘሎ ንተጋባእቲ ገሊጹ።

ሚኒስተር ኣረፋይነ ኣስዒቡ፡ ሚኒስትሪ ሕርሻ ካብ 2024 ክሳዕ 2028 ዝኸይድ ሳልሳይ እብረ ስትራተጂ ናይ ሓሙሽተ ዓመታት ብምሕንጻጽ፡ ጥዕና ዜጋታት ንምሕላው ውሑስን መኣዛውን መግቢ ንኸሉ፡ ኣብ ኵሉ ንምርግጋጽ ይሰርሕ ከም ዘሎ፡ ሓረስቶት ኣብ ክንዲ ዓመታዊ ዝናብ ተጸብዮም ሕርሻ ዘካይዱ፡ ማይ ኲዖታት ብምፍዋስ ኣብ ከከባቢኦም ንእተሃንጹ ዲጋታትን ራህያታትን ኣብ ጥቕሚ ብምውዓል፡ ኣብ ዓመት ሰለስተ ግዜ ምህርቲ ንኽሓፍሱ፡ ጥሙር ሕርሻዊ ንጥፈታት ብምክያድ፡ ደርሁ፡ ናይ ጸባ ከብቲ፡ ጤለ በጊዕ፡ መዓርን ካልእ መኣዛዊ መግብታትን ክረኽብሉ ዝኽእሉ ንጥፈታት ንኽሰጋገሩ ይስራሕ ምህላዉ ገሊጹ።

ዝተሓንጸጹ መደባት ልምዓት ንምዕዋት ቀንዲ ተዋሳእቲ ዘመናዊ ሕርሻ መንእሰያት ከም ዝኾኑ ዝጠቐሰ ሚኒስተር ኣረፋይነ፡ ኣፍልጦ መንእሰያት ንምዕባይ ጎስጓሳት ብምክያድ፡ ኣብቲ መደብ ተሳትፎኦም ዘዕዝዝሉ ባይታ ንምጥጣሕ ብዕቱብ ይስርሓሉ ከም ዘሎ ገሊጹ።

ኣብቲ ሃገራዊ ዓውደ ዘተ፡ ስትራተጂታትን ውጥናትን ምርግጋጽ ውሑስ መኣዛዊ መግቢ፡ ተራ ወሰኽ-ክብሪ ኣብ ሕርሻ፡ ምስራሕ ጋብላዊ ቆፎ ከም ዋኒን፡ ምድላው ባህርያዊ ድኹዒ ካብ ዘቤታዊ ጕሓፍ፡ ተሳትፎ መንእሰያት ደቀ'ንስትዮ ኣብ ምፍራይ መኣዛዊ መግቢ፡ ሕርሻዊ ምህዞን ሰንዓን፡ ኣገዳስነት ድሕነት ኣብ ሕርሻዊ ፍርያት ብወገን ሚኒስትሪ ሕርሻ መግለጺታት ቀሪቦም።

ቀንዲ ተልእኾ ሃማመተኤ ብኹለንተናኡ ብቑዕ መንእሰይ ምህናጽ እዩ። ምህናጽ ብኹለንተናኡ ብቑዕ መንእሰይ ድማ፡ ብኣካል ዝደልደለ፡ ብኣእምሮ ዝበሰለ፡ ብዲስፕሊን ዝተሃንጸ፡ መንነቱን ታሪኹን ዝፈልጥ፡ ብባህሉን ክብርታቱን ዝሕበን፡ ሓድነት ህዝቢ ኤርትራ ዝዕቅብን ዘደልድልን፡ ንሃገራዊ ረብሓታት ዘቐድም፡ ኣብ ልምዓት ሃገር ብንጥፈት ዝሳተፍ፡ ኣብ ነብሱ ዝተኣማመን መንእሰይ ምህናጽ የጠቓልል።

እቶም ብወገን ሃማመተኤ ዝቐረቡ ወረቓቕቲ ድማ ነቲ ማሕበር ኣብ ድሕነትን ልምዓትን ብንጥፈት ዝዋሳእ መንእሰይ ኣብ ምፍራይን ምኹስኳስን ዘካይዶ ዘሎ ንጥፈታትን ጻዕርን ዘላልን ዘብርሃ'ዩ ነይሩ። ንስትራተጂያዊ መደባት ማሕበር ብሓፈሻ፡ ኣብቲ ምስ ሚኒስትሪ ሕርሻ ብውህደት ክካይድ ዝሕሰብን ዘራኽብን ንጥፈታት ሞያዊ ስልጠናታት፡ ምስ ዋኒን ዝተኣሳሰር መደብ ንኡስ ልቓሕን ምህዞን ሰንዓን ፍሉይ ኣተኩሮ ብምሃብ ዝርዝራዊ መግለጺታት ቀሪቡ።

ብኽልቲኡ ወገን ኣብ ዝቐረቡ መግለጺታት ሰፊሕ ናይ ሕቶን ርእይቶን መደብ ተኻይዱ። ካብ ክልቲኡ ወገን እተዋጽኡ ሓለፍትን ኣብነታውያን ሓረስቶትን እተኻፈሉዎ ሓባራዊ ዘተ'ውን ነቲ ዝቐረበ መግለጺታት ዘሀብትምን ናብ ውሁድ ስራሕ ዝመርሕን ብሱል ሓሳባት እተረኽበ ነይሩ።

ንሳልሳይ ስትራጂያዊ ውጥን ሚኒስትሪ ሕርሻ (2024-2028) ኣመልኪቶም ካብ ዝቐረቡ መብርሂታት፡ ኤርትራ ኣብ ሳሕለ ሰሃራ እትርከብ ሃገር ብምዃና፡ ዘላቒ ሕርሻዊ ልምዓት ንምትግባር፡ ንከባብያዊ፡ ቁጠባውን ማሕበራውን ረቛሒታት ኣብ ግምት ዘእተወ እተፈላለየ ስትራተጂታት ከም እተሳእለ ተገሊጹ። እቲ እተወጠነ ናይ ሓሙሽተ ዓመታት መደባት ስራሕ ድማ ንብድሆታትን ክሊማዊ ለውጥን ዘሎና ብዙሕነት ኣዝርእትን ስርዓተ ማሕረስን ኣብ ግምት ዘእተወ ምዃኑ፡ ነቶም መሰረት ህይወትን ሕርሻዊ ልምዓትን ዝኾኑ መሬትን ማይን ብኣድማዕነትን ውሑስን ኣገባብ ብምጥቃም፡ ንናይ ሎምን መጻእን ወለዶታት ኣብ ግምት ዘእተወ ኣገባባት ልምዓት ሕርሻ ንምስሳን ዝዓለመ ምዃኑ ተገሊጹ።

ንኣገዳስነት ወሰኽ ክብሪ ፍርያት ዝምልከት ካብ ዝቐረበ ወረቐት፡ ሕርሻዊ ኣፍራይነት ከም ዝተባብዕ፡ ዓይነትን ብቕዓትን ሕርሻዊ ፍርያት ንኽመሓየሽ ከም ዝድርኽ፡ ቁጠባዊ ረብሓታት ከም ዘሎዎ፡ ዕድላት ስራሕ ብምፍጣር ዕዳጋ ከም ዘስፍሕ፡ ተጠቃምነት እተፈላለየ ዓይነትን ዓቐንን ሕርሻዊ ፍርያት ከም ዘዕብይ፡ ሕርሻዊ ዋኒን ድማ ከም ዘሰስን ይገልጽ።

ወሰኽ ክብሪ ኣብ ሕርሻዊ ፍርያት ወሳኒ ተራ መንእሰያት ብምዃኑ፡ ኣብ ቀዋምን ተንቀሳቓስን መፍረ ንህቢ፡ ምምስራሕ ስምስም፡ ፉል፡ ጸባን ውጽኢት ጸባን፡ ምምስራሕ ፍረታትን ኣሕምልትን፡ ምስናዕ ሕርሻዊ





መሳርሒታት፡ ጥሑን በርበረን ሽሮን፡ ኣእካልን ጥረታትን፡ ሕርሻዊ ኣገልግሎት ወዘተ. ዝኣመሰሉ ዕድላት ከም ዘሎዎ ተሓቢሩ።

ዕድላት ሕርሻዊ ዋኒናት ንኣደስቲ ምሩቓት ብዝምልከት፡ መንእሰያት ካብ ተጸበይቲ ስራሕ ናብ ፈጠርቲ ስራሕ ብምቕያር፡ ብመንእሰያት ዝውነኑ ሕርሻዊ ዋኒናት ምትብባዕ፡ ዕዳጋ ዝጠልቦ ሕርሻዊ ፍርያት ንምፍራይ የተባብዕ፡ ሕርሻዊ ኣፍራይነት የጐልብት፡ ናይ ስራሕ ዕድላት ድማ የስፍሕ።

መንእሰይ ሓመድን ማይን ካልእ ባህርያዊ ሃብቲ ሃገርን ናይ ምዕቃብን ምስሳንን ረዚን ሓላፍነት ኣለዎ። መእለዪ ወሓይዛት፡ ዲጋታት፡ ራህያታት፡ ከትርታትን ዛላታትን ናይ ምህናጽ ዕማም፡ ብቐጻሊ እናሰፍሐ ክኸይድ ዘለዎ ዕማም ምዃኑ መንእሰያት ክግንዘብዎ ይግባእ። ሃማመተኤ ምስ ሚኒስትሪ ሕርሻ ብምውህሃድ ብሕልፊ ነቲ ኣብዚ ዓውዲ ዝነጥፍ ዘሎ መንእሰይ ወናኒ ምዕቡል ሓሳብ፡ ፍልጠትን ክእለትን ሕርሻ ከም ዝኸውን ምግባር፡ ቀጻምነት ናይ ቀዳምነታቱ ከም ዝኾነ ማሕበር ምስ ዘሎዎ ዝርጋሐን ናይ ምውዳብን ምንቃሕን ተመኩሮ፡ ኣብ ኩሉ ከባቢታት ንዘሎ መንእሰይ ኣብ ኩሉ ሕርሻዊ ንጥፈታት ንምጽላው ከም ዝከኣል ተሓቢሩ።



ምህዞ፡ ፈጠራን ተበላሓትነትን መንእሰያት፥ ኣብ ሃገራዊ ቁጠባን ኣምር ርእሰ-ምርኮሳን እቲ መሰረታዊ ረቛሒ እዩ። ብመንገዲ ምህዞን ሰንዓን፡ ተበላሓትነትን ፈጠራን መንእሰያትና ከም ዝዓቢ ምግባር ድማ እቲ ዝበለጸ ሜላ እዩ። ማሕበር፡ ካብ ነዊሕ ዓመታት ኣትሒዙ ምህዞን ሰንዓን ንኸዕምብብ፡ ብዙሓት ንጥፈታት ከካይድ ጸኒሑ እዩ። ኣብ ዝተፈላለዩ ኣጋጣሚታት'ውን ውድድራት ከሰርዕ፡ ምርኢት ኤግዚቢሽን ክውድብ፡ ብሉጻት ስረሓት ብምልላይ ክሸልም፡ ከተባብዕ፡ ኣፍልጦ ክህብ፡ ዝተፈላለዩ ሓገዛት ክህብን ክለቅሕን ምጽንሑ፡ ውህሉል ተመኩሮኡ ኣብ ሕርሻዊ ልምዓት ብዕቱብ ክሰርሓሉ ምዃኑ ጭቡጥ ኣብነታት ብምዝርዛር ኣብቲ ኣጋጣሚ ተገሊጹ'ዩ።



ተሳተፍቲ ናይቲ ሃገራዊ ዓውደ-ዘተ፡ ኣብ ዘመናዊ ሕርሻ ዝዋፈሩ ቁጽሪ መንእሰያት ሓረስቶት ዝስስኑ መገዲ ክናደ፡ ኣብ ሕርሻዊ ዋኒን ዘተኮሩ ስልጠናታት መደባት ንቕሓትን ክድፍኣሎም፡ ውህደት ክልቲኡ ኣካላት ኣብ ምድንፋዕን ተሳትፎን ሕርሻዊ ዋኒን ክሕይል፡ ብዛዕባ ህሉው ተሳትፎ መንእሰያት ኣብ ሕርሻዊ ንጥፈታት መጽናዕቲ ክካየድ፡ ንቕሓት ሕርሻዊ ዋኒን መንእሰያት ንምብራኽ ኣበርቲዕካ ክስራሕ፡ መሃዝትን ሰናዕትን መንእሰያት ምትብባዕ ዝብሉን ካልኦትን ርእይቶታትን ለበዋታትን ቀሪቦም።

ኣብ መዛዘሚ ናይቲ ሃገራዊ ዓውደ ዘተ፡ ኣቦ መንበር ማሕበር ብጻይ ሳልሕ ኣሕመዲን ኣብ ዘስምዖ መደረ፡ እዚ ዋዕላ ኣብ እዋኑ ከም እተኻየደ ብምጥቃስ፡ መንእሰያት ኣብ ዘመናዊ ዋኒን ሕርሻ ንኽሳተፉ ርሒብ ባብ ዝኸፍት፡ ንተሳትፎ መንእሰያት ኣብ ሕርሻዊ ልምዓት ድማ ባይታ ኣንጺፉ ከም ዘሎ ብምጥቃስ፡ መንእሰያት ኣብ ሕርሻዊ ዋኒን ንምውፋር ኣብ ዝካየድ ዘሎ ጻዕሪ፡ ሃማመተኤ ኣበርኪቶኡ ከም ዘዕዝዝን ሓንጺጽዎ ኣብ ዘሎ ናይ 5 ዓመታት ስትራተጅያዊ መደብ ድማ ከስፍሮ ምዃኑን ገሊጹ። ኣብ መዳይ ሕርሻ ዝግበር ጐስጓሳት፡ ኣካል ሃገራዊ ምንቕቓሕ መንእሰያት ምዃኑ ድማ ኣስሚሩሉ።

ኣብ መወዳእታ፡ ካብ ክልቲኡ ወገናት ሃገራዊ ሽማግለ ቈይማ፡ ንጹር መደብ ስራሕን ብግዜ ዝልካዕ ኣገባብ ትግባረኡን ክትነድፍ ምዃና፡ ኣብ ሚኒስትሪ ሕርሻ፡ ግዝያዊ ዳይረክተር ጨንፈር ውጥንን ስታቲስቲክስን ኣቶ ምስግና ከተማ ኣነጺሩ።

ብተወሳኺ ኣብነታውያን ዝኾኑ ኣብ ምህዞን ሰንዓን ሕርሻዊ ናውትን መሳለጥያታትን ዝነጥፉ ገለ መንእሰያት፡ ፍርያቶም ኣብቲ ኣጋጣሚ ንተጋባእቲ ኣዂባ ኣቕሪቦም ነይሮም።



# ናይ ሲቪል ምህንድስና ትምህርታ ምሉእ ነጥቢ (4) ብምምጻእ ዝዛዘመት ጐብለል ተመሃሪት

# ቤቲኤል ሃብቶም



ቤትኤል ሃብቶም ኣብ ዓመተ ትምህርቲ 2023/24፡ ካብ ኮሌጅ ምህንድስና ማይ ነፍሒ ብሲቪል ምህንድስና ምሉእ ነጥቢ (4) ብምምጻእ ጎብለል ናይ'ቲ ዲፓርትመንት ብምዃን ትምህርታ ዘዛዘመት ጓል 23 ዓመት ሃብሮም መንእሰይ እያ።

ኣብ ኣስመራ ተወሊዳ ዝዓበየት ቤትኤል፡ ናይ መዋእለ ሕጻናት ትምህርታ ኣብ ኣስመራ ቤት ትምህርቲ ቤት ሳብሪን፡ ናይ መባእታን ማእከላይን ደረጃ ኣብ ቤት ትምህርቲ ፊላንድ ሚሰዮን፡ ናይ ካልኣይ ደረጃ ትምህርታ ድማ ኣብ ቤት ትምህርቲ ደምበ ሰምበል እያ ተማሂራ። ካብ ቀዳማይ ክሳዕ ሳልሳይ ክፍሊ ካብ ክፍላ ቀዳመይቲ፡ ካብ ራብዓይ ክሳዕ 11 ክፍሊ ድማ ካብ ምሉእ ቤት ትምህርቲ (ናይ ዩኒት) ቀዳመይቲ እናወጽኣት ናይ 2ይ ደረጃ ትምህርታ ዘጠናቐቐት ቤትኤል፡ ናይ 12 ክፍሊ ናይ ማትሪክ መዳለዊ ትምህርታ ንምቕጻል፡ ኣብ መበል 32 ዙርያ ናብ ሳዋ ቤት ትምህርቲ ዋርሳይ ይከኣሎ ኣምሪሓ።

ኣብ ቤት ትምህርቲ ዋርሳይ ይከኣሎ ኣብ ዝተገበረ ናይ ማትሪክ መዳለዊ መርመራ፡ ምሉእ ነጥቢ (4) ብምምጻእ፡ ጎብለል ናይ'ቲ ቤት ትምህርቲ ክትከውን ዝበቕዐት ቤትኤል፡ ኣብ ናይ 12 ክፍሊ ሃገራዊ መልቀቒ መርመራ'ውን ምሉእ ነጥቢ (4) ብምምጻእ'ያ ናብ ኮሌጅ ማይ ነፍሒ ተጸምቢራ።

ቤትኤል፡ ኣብ ኮሌጅ ምህንድስና ምስ'ቶም ልዑል ብቕዓት ዘለዎም ተመሃሮ ተወዳዲራ፡ ካብ ቀዳማይ ክሳዕ ሓሙሻይ ዓመት ምሉእ ነጥቢ (4) ብምምጻእ፡ ቀድሚ ሕጂ ኣብቲ ዲፓርትመንት ካብ ዝተመዝገበ እቲ ዝለዓለ ነጥቢ ብምምዝጋብ'ያ ብኣዝዩ ልዑል ማዕርግ ትምህርታ ዛዚማ።

ቤትኤል ናይ ትምህርቲ ጉዕዞኣ ኣመልኪታ ክትዛረብ ከላ፡ መሰረት መንፍዓታ ወለዳ ዘስረጹላ ናይ ምዕዋት ስነ-ሓሳብ ከም ዝኾነ'ያ ትገልጽ።

"ስድራና ንዓይን ነሕዋተይን ገና ካብ ብነኣሽቱና ብግስ ክንብል ከለና ኣትሒዞም ብዛዕባ ኣገዳስነት ትምህርቲ ጽቡቕ ገይሮም እዮም ኣንኪሶምና። ኣነ በኹሪ እየ ካብ ገዛና። እቲ ጻዕሪ ኣባይ ጀሚሩ፡ ናብ ነኣሽቱ ኣሕዋተይ ከኣ ቀጺሉ። ወለድና ኣብ መዋዕለ ሕጻናት ክንጅምር ከሎና፡ 'እንተ ነፍዒክን ገለ ነገር ክንገዝኣልክን ኢና' እናበሉ ብንዋታዊ ነገር ኣይኮነን ከተባብዑና ፈቲኖም። ኣብ ክንድኡ ፍልጠት ምድላብ ጽቡቕ ነገር ከም ዝኾነ'ዮም ከርእዩና ፈቲኖም። እቲ ክንህበኩም ኢና ኢሎም መብጽዓ ዝኣትዉልና ሽልማት ንብረት ዘይኮነስ፡ እቲ ሽልማት፡ ባዕሉ እቲ ዓወት ከም ዝኾነ እዮም ካብ መዋእለ ሕጻናት ጀሚሮም ብረቂቕ መንገዲ ኣብ ርእስና ከም ዘሰርጽ ገይሮም። 'ካልእ ነገር እናረኣክን ክትሰርሓ የብልክንን። ኣብ ሂወትክን ብልጹግ ነገር ምስ ትሰርሓ እዩ እቲ ሽልማት።' እናበሉ እዮም ኣንኪሶምና።

"ኩሉ ግዜ ብመልክዕ ገንዘብ ወይ ንብረት ኣትገብሮ መተባብዒ ቀጻልነት ክህልዎ ኣይክእልን እዩ። ምኽንያቱ ሓንሳብ እቲ ሽልማት ምስ ዘቋርጽ፡ ተማሃራይ ናይ ምስልካይን ባዕሉ ይፈልጥ ናይ ምባልን ባህሪ ከምጽእ ይኽእል እዩ። ስለዚ ወለዲ ካብ ኣብ ንዋታዊ ሽልማት ዘተኵሩ ኣብ ኣተሓሳስባ ደቆም ለውጢ ክገብሩ ክጽዕሩ ይግባእ። ንኣብነት ኣነ ካብ ቁልዕነተይ ጀሚረ ምንባብ እፈቱ እየ። መጽሓፍ ከንብብ ከይደቀስኩ ዝሓድረሉ ግዜታት ኔሩ እዩ። ቅድሚ ኣነ ባዕለይ ምንባብ ምጅማረይ (መዋእለ ሕጻናት ከለኹ) ግን ንስድራይ እየ ኣንብቡለይ ዝብል ኔረ። ንሳቶም ከኣ ኣብታ ግዜ ዝረኸብዋ ኣብ ጋዜጣ ዝወጽእ ዝነበረ ዛንታታት የንብቡለይ ኔሮም። ደሓር ግን ምንባብ እንተ ኸኢለ ክንዲ ዝደለኽዎ ብዝሒ ዛንታታትን ጽውጽዋያትን ባዕለይን ኣብ ዝደለኽዎ ግዜን ከንብብ ከም ዝኽእል ኣረዲኦምኒ። ኣይደንጎኹን ከኣ መዋእለ ሕጻናት

ጅምር ምስ ኣበልኩ፡ ቀልጢፈ ክንብብ ክኢለን ክሳብ 250 ገጻት ዘለዎም መጻሕፍቲ ከንብብ ጀሚረን።

“ብተመሳሳሊ፡ ብዝኾነ ቋንቋ ዝፍኖ መደብ ክትከታተል እንተ ደሊኻ፡ ካብ ተርጉሙለይ እናበልካ ትዕዘብ፡ ባዕልኻ ነቲ ቋንቋ መሊኽካ ክትዕዘብ ከም ዝቐልል ካብ ሕጻንነተይ እዩ ተሰቀኒርኒ። ስለዚ ብዝሒ ዝመልኮም ቋንቋታት ከዕቢ ካብ ሽዑ ክሳብ ሕጂ ይጽዕር ኣለኹ።

“እዞም ኣብ ላዕሊ ጠቒሰዮም ዘለኹ ነጥብታት ነኣሽቱ ክመስሉ ይኽእሉ እዮም፡ እንተኾነ ግን ሓደ ሕጻን ከምዚኦም ነገራት ኣብ ርእሱ እናሰላሰለ እንተ ዓብዩ፣ ትምህርቲ ምምሃር ንገዛእ ነብሱ ረብሓ ምኧኑ ኣሚኑ ብተወፋይነትን ጻዕርን ይሰርሕ።”

**ቤቲኤል ኣብቲ ንዕዉታት ተመሃሮ ብወለድን ብኣካላት መንግስትን ማሕበራትን ዝወሃብ መተባብዒ ሽልማት ኣብ ጽልዋ ተመሃራይ ፈላልያ እያ ትርእዮ።**

“ኣነ ብወገነይ ብወለዲ ዝወሃብ ሽልማት ዝበዝሐ ግዜ ከም ሞቅሽሽ ዝርአ ኾይኑ ይስምዓኒ። ስለዚ ድማ ተማሃሮ ዕሽሽ ይብልዎን ግቡእ ወለዶም ገይሮም ይቼጽርዎን። ብኣንጻሩ ብትካላት ትምህርትን ካልኦት ኣካላትን ዝወሃብ ሽልማታት ግን መግለጺ ክብርን መኃስን ስለ ዝኾነ ንተመሃራይ ከተባብዐ ዝያዳ ተራ ይጻወቱ።”

**ቤቲኤል ናይ ቤት ትምህርቲ ዋርሳይ ይከኣሎ (ሳዋ) ተዘክሮኣ ክትገልጽ ከላ ድማ**

“ሳዋ፡ ንመጀመርታ ግዜ ካብ ገዛይ ዝተፈለኹላ ስለ ዝነበረት ክብድ ኢላትኒ ነይራ። ደሓር ግን ቀስ ብቐስ ነቲ መነባብሮን ኣካይዳን ናይ’ቲ ቦታ ለሚደዮ። ኣብ ሳዋ፣ ብዙሓት ሰባት ካብ ዝተፈላለየ ዓይነት ድሕረ ባይታ ይእከቡ ከም ምኧኖም መጠን ሂወትን ባህልን ናይ ካልኦት ኩርናዓት እዛ ሃገር (ብዘይካ እቲ እትነብረሉ ቦታ) ክትግንዘብ ትኽእል። ብዙሓት ሰባት ትላለ፡ ምሕዝነት እውን ትፈጥር። ብሕጽር ዝበለ፡ ሳዋ ኣብ ምህናጽ ማሕበራዊ ሂወት ናይ ሓደ ሰብ ዓቢ ተራ እያ ትጻወት።”

**ተመሃራይ ቅድሚ ናብ ሳዋ ምውራዱ፡ ክሳዕ 11 ክፍሊ ዝተማህሮ ኣንቢቡን ኣጽኒዑ እንተ ኣትዩ፡ ዓወቱ ዘየጠራጥር ምኧኑ’ያ ትገልጽ ቤቲኤል።**

“ቀዳማይ ዕላማ ናይ ሓደ ናብ ሳዋ ዝወርድ ተማሃራይ ትምህርቲ እዩ። ስለዚ ቅድሚ ምብጋሱ፣ መጽናዕቱን ምድላዋቱን ከጻፍፍ ይግባእ። ካብ 9ይ ክሳብ 11 ክፍሊ ዝተመሃሮ ከሊሱን ኣጽኒዑን ክብገስ ይግባእ። ብተወሳኺ፣ ዘድሊ ስነ ኣእምሮኣዊ ቅርራባት ክገብር ይግባእ። ካብ ስድራኻን ገዛኻን ምርሓቕ ነብሱ ዝኽኣለ ጻቕጢ ስለ ዝገብር ዝኾነ ተመሃራይ በዚ ተሰኒፉ ምእንቲ ከይወድቕ ነብሱ ከትብዕ ይግባእ።”

**ካብታ ሰለስተ ውሉዳት ዘለዋ ስድራ-ቤት ኣቶ ሃብቶም መሓሪን ወይዘሮ ዮርዳኖስ ቦኽረጽዮንን በኵሪ ዝኾነት ቤትኤል፡ ምንኣስ ሓፍታ ራብዓይ ዓመት ተመሃሪት መካኒካል ኢንጅነሪን፡ እታ ዝነኣሰት ድማ ሓሙሻይ ክፍሊ ከም እትመሃርን ኩለን ኣብ ትምህርተን ዕዉታት ከም ዝኾናን እትሕብር ቤትኤል፡ እቲ ካብ ብንእሽቶኣ ኣብ ቴለቪዥን ምስ ወላዲኣ እትዕዘቦ ዝነበረት መደባት፡ ነዚ ዝተማህረትሉ ዓውዲ ሲቪል ምህንድስና ንኸትመርጽ ከም ዝደረኻ ድማ ትዛረብ።**

“ንእሽቶይ ከለኹ መካኒካል ምህንድስና እፈቱ ነይረ። ቀደም ነኣሽቱ ኸለና፡ ምስ ባባ ናሽናል ጆግራፊ ናይ ኣቡዳቢን ናይ ኣልጀዚራ ሰነዳዊ ፊልምታታትን ብዓረብ ብቐጻሊ ንከታተል ኔርና። ኣብ ፊላንድ ሚስዮን ቋንቋ ዓረብ ንመሃር ስለ ዝነበርና፡ ቅድሚ ቋንቋ እንግሊዝ ቋንቋ ዓረብ ኢና መሊኽና። ኣብ’ቲ መደባት ዝፍኖ ዝነበረ ናይ ዝተፈላለዩ መካይንን ካልእ ማሺነሪታትን ኣሰራርሓ ንፈትዎ ኔርና። ኣብ ውሽጢ ልበይ ቦታ ብምሓዙ ድማ፡ ኣብቲ ፈለማ መካኒካል ምህንድስና እየ ዝፈቱ ነይረ። ኣብ ካልኣይ ደረጃ እናተመሃርኩ ግን ኣብ ሕቡራት ኢመሬት ዝተሰርሑ (ከም በዓል ቡርጅ ኸሊፋ) ሰማይ ጠቀስ ህንጻታትን ኣብ ካልኦት ሃገራት ዝተሃንጹ ፍሉያት ህንጻታትን ምስ ተዓዘብኩ፡ ኣሰራርሕኦም መሲጡኒ። ብዛዕባ ሲቪል ምህንድስና ጠሊቐ ክፍትሽን ከጽንዕን ኣብ ዝጀመርኩሉ፡ ካብ ጽባቐ ዝሓለፈ፡ ኣብ ትሕተ ቅርጺ ከም ናይ መጓዓዝያ፡ መሳላጥያ፡ ንግዲ፡ ሕክምናን ካልእን ኣዝዩ ብዙሕ ኣበርክቶ ዘለዎ ዓውዲ ከም ዝኾነ ክርዳእ ክኢለ። ነቲ ዓውዲ ክፈትዎን ንዕኡ ዓሊመ ክሰርሕን ድሕሪ ምጽናሕ ድማ፡ ኣብ ኮሌጅ ምስ ኣተኹ ነቲ ዓውዲ መሪጸ ክምረቐሉ ክኢለ። ስለዚ እንታይ ክትከውን ከም እትደሊ ኣቐዲምካ ፈሊጥካ እንተ ጸናሕካ’ዩ ዝሓሸ። ምኽንያቱ ኩሉ ኣተኩሮኻ፡ ስራሕካን ጻዕርኻን ናብኡ ይኸውን። መብዛሕትኦም ነኣሽቱ ኣሕዋትና ዝጋገይዎ፡ እቲ ናይ ኮሌጅ መእተዊ ነጥቢ’ሞ ይረኸቡ፡ ኣብኡ ዝኾነ ንገብር ዝብል ኣተሓሳሳባ እዩ። እዚ ኸኣ ክኸውን ዘይብሉ እዩ። እቲ ትመሃሮ፡ ትሰርሖን ትጽዕሮን ንሓደ ንጹር ዕላማ ክኸውን ኣለዎ። ኣነ ካብ ቀደመይ ናብ’ዚ ዓውዲ እየ ዝሕልን ነይረ።” **ክትብል እያ ኣረዲኣ።**

**ኣብ ትምህርቲ ልዑል ድሌትን ተገዳስነትን ከም ዘለዋ እትዛረብ ቤትኤል፡** “ካብ ብንእሽቶየይ ዘማዕበልክዎ ዲሲፕሊን ምስጢር ዓወተይ እዩ።” **ትብል።**

“ተቐይድካ ምኻድ እዩ። እዚ ኸኣ ነቲ ኣነ ኣለኒ ዝብሎ፡ ካብ ብንእሽቶይ ዘማዕበልክዎ ጠባይ ወይ ዲስፕሊን እዩ። ካብ ዘውጻእክዎ መደብ ነቕ ኣይብልን እየ። ምኽንያቱ ስርሐይን ዕላማይን እፈልጥ እየ። ካብ ቁጽጽረይ ወጻኢ ዝኾነ ነገር እንተ ዘይኣጋጢሙኒ ኸኣ በቲ መደብ ተቐይደ እየ ዝኸይድ። ነዚ ንምትግባር ከኣ እንታይ ከም እትገብርን መዓስ ከም እትገብሮን ምፍላጥ ኣገዳሲ እዩ።”

**“ንምኧኑ ኣብ’ዚ ብዓወት ዝተዓብለለ ናይ ትምህርቲ ጉዕዞኺ ዝተኸተልክዮ ናይ ኣጸናንዓ ሜላ እንታይ’ዩ?” ዝብል ዝቐረበላ ሕቶ ቤትኤል፡ ክትምልስ ከላ፥**

“ኣነ ካብ ብንእሽቶይ ምሉእ ሂወተይ ዝተኸተልክዋ ሓንቲ መመርሒ (principle) ኣላ። ንሳ ኸኣ ንዝኾነ ነገር መርመራ ድዩ ካልእ ቅድሚ ምቕራቡ፡ መዓልታዊ ብብቕሩብ እግርእግሪ ምጽናዕን እናዓመምካዮ ምኻድን እዩ። ስለዚ ነዚኣ እጥቀመላ ስለ ዝነበርኩ፡ ኣዝዩ ነዊሕ ግዜ ንመጽናዕቲ ከወፊ ኣይግደድን’የ። እንታይ ደኣ

ኣብ'ተን ዘዘረኽብኩለን ግዜ ብቐጻሊ መዓልታዊ ብብቕሩብ ምጽናዕን ንሓንቲ ኣርእስቲ ብብዙሕ ኵርናዕ ብምጥማትን እየ ዘጽንዕ። ደረቱ ዘይሓለፈ ምጡን ግዜ እናሃብኩ፡ ዝተረፈ ግዜይ እናተዘናጋዕኩን ማሕበራዊ ሂወተይን ካልእን እናማልእኩ'የ ዘጽንዕ። ብሓጺሩ ዘይምውህላል፡ ብእዋኑ እናጻፈፍካ ምኻድን ግዜኻ ብውዱብ ኣገባብ ምጥቃምን እየ ዝኽተል።



"ኣብ ኮሌጅ ጻዕቂ ትምህርትን መጽናዕትን ገለ ካብ'ቶም ብድሆታት እዮም" **ዝበለት ቤትኤል፡ ጽልዋ መዘና ግዳ እቲ ዝዓበየ ብድሆ ምኳኑ'ያ ትገልጽ።**

***ቀንዲ ውድቀት ተመሃሮ ኣብ ኮሌጅ እንታይ እዩ ንዝብል ሕቶ ክትምልስ ከላ ቤቲኤል፥***

"ጽልዋ መዘና (peer pressure) እዩ። ተመሃሮ ክሳዕ ናብ ሳዋ ዝወርዱ፡ ወለዲ እግሪ እግሮም'ዮም ዝስዕቡ። ካብ ሳዋ፡ ናብ ኮሌጅ ምስ ኣተዉ ግን፡ ካብ ስድራኦም ስለ ዝርሓቑ፡ ገሊኦም ኣመና ናጽነት ካብ ምርካብ፡ ገሊኦም ከኣ ካብ መዘንኦም ወይ መማህርቶም ከይፍለዩን ጽቡቕ ዘለዉ መሲልዎም ብጽልዋ ናብ ዘይተደለየ ኣንፈት ይኸዱ እዮም። ኣብ ኮሌጅ ብዙሕ እወንታውን ኣሉታውን ጽልዋታት'ዩ ዘሎ። እቶም ብእወንታ ዝተጸልዉ ኣብ ትምህርቶምን ኣካይዳኦምን ዕዉታት ኮይኖም ክወጽኡ እንከለዉ፡ ገለ ኸኣ ብኣሉታዊ ጽልዋ መዘና ተጸልዮም፡ ካብ መስመሮም ወጺኦም ናብ ዘይተደለየ ነገር ብምኻዶም፡ ካብ ትምህርቶም ይሰናበቱ። ንሕና ኣብ መማህርትናን መሳቱናን ብዓይንና ዝረኣናዮ፡ ኣብ ሳዋ 4፡ 3.8፡ 3.6 ነጥቢ ሒዞም ዝመጽኡ'ሞ፡ ኣብ ኮሌጅ ምስ ኣተዉ ናብ ዘይተደልየ ኣንፈት ብምኻዶም፡ ቀዳማይ ዓመት ዘይሰግርዋ ብዙሓት ተዓዚብና ኢና። እዚኦም ምስ ዓቕሞም ከለዉ'ዮም ተሰጒጎም።

"ስለዚ እቶም ኣሉታውን እወንታውን ጽልዋታት ብግቡእ ክተለልዮም ኣሎካ። እቲ ናብ ትምህርቲ፡ ናብ ዕብየትን ናብ ጽቡቕ ዓይነት ምዝንጋዕን ዝወስድ መዘና ኣለሊኻ ክትስዕቦ ኣለካ። መምስ ዝተንስአ ማዕበል ትጽፋዕ ክትከውን የብልካን። መን እዩ? ከመይ እዩ? ምስናትካ መንነት፡ ዕላማን መደባትን ከመይ ይኸይድ ክትፈልጥ ኣሎካ። ሕጂ ሓደ ሰብ ኣብ'ዚኣ ነታ ኑብሱ ግትእ ኣቢሉ ነቲ ሕማቕ "ኖ" ክብል ክኽእል ኣለዎ። ይጸልወካን ኣይጸልወካን ኣብዚ እዩ ዝምርኮስ።" **ክትብል ከኣ ትምዕድ።**

***ኣብቲ ዝተማሃረትሉ ዓውዲ ሲቪል ኢንጅነሪንግ፡ ካብቶም* 34 *ተመሃሮ እተን* 7 *ጥራይ ደቂ ኣንስትዮ ከም ዝነበራ ዝገለጸት ቤትኤል፥***

"ኣብ ዓውዲ ምህንድስና ክትኣቱ ኣብ ፊዝክስን ቁጽርን ጽቡቕ ኣፍልጦን ድሕረ ባይታን ክህልወካ ናይ ግድን ከም ዝኾነ ትሕብር። ሙብዛሕትኦም ተመሃሮ ብሓፈሻ፡ ብፍላይ ከኣ ደቂ ኣንስትዮ ንቁጽርን ፊዝክስን ከም ከቢድ ዓይነት ትምህርቲ ገይረን ስለ ዝርእይኦ፡ ኣብ ቋንቋን ካልእን እየን ዘድህባ። ኣብ ማትሪክ ከኣ ኣብ'ዘን ዓይነት ትምህርትታት ትሑት ነጥቢ ከመዝግባን፡ ናብ ካልእ ዓውዲ ክኣትዋን ስለ ዝግደዳን፡ በዚ ምኽንያት'ዩ ኣብ ዓውዲ ምህንድስና ቁጽሪ ደቂ ኣንስትዮ ክውሕድ ዝርኣ፡" **ክትብል ትዕዝብታ ትገልጽ።**

***ኣብ ትምህርቲ ምንፋዕ፡ ተውህቦ ድዩ ጻዕሪ? ኣብ ተፈጥሮኣዊ ብልሒ ዘሎኪ ኣረኣእያኺ? ንዝብል ሕቶ ክትምልስ ከላ ድማ ቤቲኤል፦***

"ፈጣሪ ንኹላትና መምስ ተውህቦና ከም ዝፈጠረና እየ ዝኣምን። ኣብ'ዛ ዓለም ሙብልዒ እንጀራና ዝኾነና ክእለት ከኣ ይህበና። እቲ ክእለት እንታይ ምኳኑ ምፍላጥ ግን ናትና ስራሕ ይኸውን። ትምህርቲ እውን ንገለ ሰባት ቅልል ክብሎም ንገለ ኻልኦት ከኣ ክብድ ክብሎም ንቡር እዩ። እትገብሮም ጻዕርታት እውን ብኡ መንጽር ይፈላለ።

"ሓደ ዝኾነ ዝተመሃሮ ነገር ቀልጢፉ ቆብ ዘብል ሰብ ውሕድ ዝበለ ጻዕሪ ከድልዮ ኸሎ፡ ንኻልእ ድሕሪ ዝተወሰነ ምድግጋም ዝሕዝ ሰብ ኸኣ ብዝሕ ዝበለ ጻዕሪ የድልዮ። ዓቕኑ ደኣ ይፈላለ እምበር ጻዕርስ ናይ ግድን እዩ። ኣገዳስነት ጻዕሪ ኣብ ቦትኡ ኸሎ ግን ሜላታት ኣጸናንዓ ክትፈልጥ ኣገዳሲ እዩ። ኣነ ካብ ተሞክሮይ ዝተመሃርክዎ ነገር እንተ ድኣ ሃልዩ ንነፍሲ ወከፍ ሰብ ንዕኡ ዝጥዕሞ ኣገባብ ኣጸናንዓ ከም ዘለዎ እዩ። ስለዚ ዝምችኣካ ኣገባብ ምፍላጥ ኣገዳሲ እዩ። ወዲ ሰብ ከኣ ብምሉእ ልቡ እንተ ጽዒሩ ዓወቱ ናይ ግድን እዩ።

**ኣብ ሂወት ዘሐጒሳ ነገር እንተ ድኣ ሃልዩ፡ ሰሪሕካ፣ ጽዒርካን ደኺምካን ፍረ ጻዕርኻ ክትረክብ ከለኻ ምኳኑ እትገልጽ ቤቲኤል፡ ንዘሓዘካዮ ስራሕ ዓቕሊ ገይርካ ክሳዕ መወዳእታ ከተብጽሖን ፍረኡ ክትርእን ክብድ ዝብል እኳ እንተ ኾነ፡ ብጻዕርን ምጽማምን ዘይከኣል ከም ዘየለ'ያ ትኣምን።**

**ኣብ መጻኢ ዝለዓለ ትምህርቲ ናይ ምቕጻልን በቲ ዝተማሃረትሉ ዓውዲ ናይ ምብርካትን ድሌት ከም ዘለዋ ዝተዛረበት ቤትኤል፡ ድሮ እውን ኣብ ባይታ ክውዕሉ ዝኽእሉ ንድፍታት ከተዳሉ ከም ዝጀመረት ትገልጽ።**

"ንቤቲ ንዘፍረዩን ዝኹስኮሱን ወለዲ የቐንየልና!" **እናበልና፡ ንቤቱ ኸኣ ሓሳብ ልብኺ የስምረልኪ ንብላ።**

***ብርሃነ በርሀ***




# ታሽዓይ ዋዕላ ሽርክነት ቻይና ኣፍሪቃ

ኣፍሪቃ ብዘለዋ እልቢ ዘይብሉ ዕቑር ባህርያዊ ሃብቲ ጥረ ነገራትን ጂኦ-ስትራተጂያዊ ኣገዳስነታን ማእከል ስሕበት ዝተፈላለያ ሓያላን ሃገራት ክትከውን ክኢላ'ያ። ብዘይካ'ዚ መጠን ብዝሒ ህዝቢ ኣፍሪቃ ኣብ 2050 ናብ 2.6 ቢልዮን ክጽጋዕ'ዩ፡ እንተ ኾነ ቁጠባዊ ዕብየት ኣፍሪቃ ብመንጽር ዘሎ ዓቕምታት ክዛመድ ከሎ ትሑት እዩ። ካብ 2010 ክሳብ 2019 ጃምላዊ ዘቤታዊ ምህርቲ ሃገራት ኣፍሪቃ ብ35% ነክዩ፡ ቀጺሉ ዘጋጠመ ለበዳ ኮሮና-ቫይረስ ምስ ኲናት ዩክረይን ሩስያ ተደሚሩ ቁጠባዊ ጸገማት ኣፍሪቃ ክዓቢ ተራእዩ። ሃገራት ኣፍሪቃ ድሕሪ`ቲ ዘሰንበድ ክስተት ለበዳ ኮሮና ቫይረስ ዝተፈላለዩ ባህርያዊ ሓደጋታት ዝጠንቑ ዕንወት ዝሓሸ ዕድል ንምቁማት ኣብ'ቲ ካብ 4 ክሳዕ 6 መስከረም 2024 ኣብ በይጂንግ ቻይና ከተቃንያ ዝቐነየት ሽርክነት ቻይና ኣፍሪቃ ንምስታፍ ተረኺቦም። ኣብ'ዚ ኣኼባ 53 ሃገራት ኣፍሪቃ ኮሚሽነር ሕብረት ኣፍሪቃ ሙሳ ፋቒ ዋና ጸሓፊ ውድብ ሕቡራት ሃገራት ኣንቶንዮ ጉተረስ ተረኺቦም ነይሮም። ዕላማ ናይ'ቲ ኣኼባ ነቲ ኣብ መንጎ ቻይናን ኣፍሪቃን እናበረኸ ዝኸይድ ዘሎ ዝምድና ዝያዳ ንምትርናዕን መደብ ስራሕ ናይ ዝመጽእ ሰለስተ ዓመታት ንምሕንጻጽን እዩ ነይሩ። በዚ መንጽር ፕረሲደንት ቻይና ሺጂንፒንግ ኣብ መኽፈቲ ስነ ስርዓት ናይ'ቲ ኣኼባ ተረኺቡ፡ ቻይና ካብ 2000 ዓ.ም ኣትሒዛ ኣብ'ዘን 24 ዓመታት ምስ ሃገራት ኣፍሪቃ ዘካየደቶ ዝምድና ብዝርዝር ብምግላጽ፡ ሃገሩ ንሓባራዊ ምዕባለን ሽርክነትን ዘገልግሉ 10 ነጥብታት ዝሓቖፈ እማመ ብምቕራብ፡ ኣብ ትግባረኡ ዝውዕል ኣብ ናይ ሰለስተ ዓመታት ናይ ግዜ መቓን ዝዝርጋሕ 360 ቢልዮን ይዋን (51 ቢልዮን ዶላር ኣመሪካ) ከም ትምውል ቃል ኣትዩ። ዝርዝር 10 እማመታት መደብ ስራሕ ቻይና ኣብ ኣፍሪቃ ኣብ ተበግሶ ምዕዛዝ ንግዳዊ፡ .ኣብ ምዕባለ ሕብረተ-ሰብ፡ ምምዕባል ኢንዱስትሪያዊ ዓቕሚ ኣፍሪቃ፡ኣብ ምድንፋዕ ምትእስሳር መደባት ስራሕ፡ ኣብ መደባት ልምዓት ምትሕብባር፡ ኣብ ጽላት ጥዕና፡ ከተማውነትን (urbanization) መነባብሮ ህዝቢ ምልዋጥን፡ ምድንፋዕ ዝምድና ናይ ክልቲኡ ህዝብታት፡ ምሕያል ሓምላይ ልምዓት፡ ምውሓስ ጸጥታ ዝዓለመ 10 እማመታት መደብ ስራሕ ቻይና እዞም ልዒሎም ዝተጠቕሱ እዮም። ትግባረ ናይ'ዞም ተዘርዚሮም ዘለዉ መደባት ምስ ግዜ ብግቡእ ተገምጊሞም ክረኣዩ ከም ዝኽእሉ፡ ብሓፈሻ መደብ ፎካክ FOCAC ብቻይና ካብ ዝምስረት 24 ዓመታት ኣቑጺሩ ኣሎ። ካብ ግዜ ናብ ግዜ ዕላማን ስፍሓትን ናይ`ቲ መደብ ብመንጽር ቁጠባዊ ዕብየት ቻይና እናዓዘዘ ክኸይድ ምጽንሑ ዝዝከር እዩ። ካብ 2000-2023 መጠን ምስ ኣፍሪቃ ዘለዋ ንግዳዊ ሽርክነት 282 ቢልዮን ዶላር ኣመሪካ ኣሎ። ብተወሳኺ ኣብ ኣፍሪቃ ምስ ቻይና ብዘለወን ንግዳዊ ሽርክነት ብቐዳምነት ዝስርዓ፡ ደቡብ ኣፍሪቃ 35.9 ቢልዮን ዶላር ኣመሪካ ዝበጽሕ ንግዳዊ ምትእስሳር ክህልዋ ኸሎ፡ ምስ ኣንጎላ 27.3 ቢልዮን ዶላር ኣመሪካ፡ ናይጀርያ 23.9 ቢልዮን ዶላር ኣመሪካ፡ ኮንጎ 21.9 ቢልዮን ዶላር ኣመሪካ፡ ግብጺ 18.2 ቢልዮን ዶላር ኣመሪካ፡ ኬንያ 8.5 ቢልዮን ዶላር ኣመሪካ'ዩ። በዚ መንጽር ቻይና ምስ ኣፍሪቃ ዘሎ ንግዳዊ ሽርክነት ብመሪሕነት ካብ ትቕይሶ 15 ዓመታት መሊኡ ይርከብ፡

## ተሳትፎ ኤርትራ ኣብ ዋዕላ ቻይና ኣፍሪቃ

ከም ዝፍለጥ መንግስቲ ኤርትራ ምስ ኲለን ሃገራት ጎዶቦና ዝሓሸን ተመላላእን ሽርክነት ምፍጣር ሕርያ ዘይኮነ ቀዳምነታት ምዃኑ ብምእማን ኣብ ምስፋን ሰላምን ርግኣትን ቀርኒ ኣፍሪቃ ብንጥፈት ይዋሳእ ኣሎ። ክንዮ ምስ ጎረባብቲ ሃገራት ዘለና

ዝምድና ምስ ተፈጢሩ ዘሎ ዘተኣማምን መጻኢ፡ ምስ ርጡባት መሻርኸቲ ንምጽማድ ኣብ ንጡፍ ዲፕሎማስያዊ ምንቅስቓስ ትርከብ። ከም መርኣያ ናይ'ዚ ፕረዚደንት ሃገረ ኤርትራ ኢሰይያስ ኣፈወርቂ፡ ሚኒስተር ሚኒስትሪ ጉዳያት ወጻኢ ኣቶ ዑስማን ሳልሕ ዝተመርሐ፡ ኣብ ቻይና ዝተቓንዐ ዋዕላ ተሳቲፎም። ኣብ'ቲ ዋዕላ ፕረዚደንት ኢሰይያስ ኣፈወርቂ ምስ ፕረዚደንት ሃገረ ቻይና ሺጂንፒንግ ተራኺቡ ተዘራሪቡ። ፕረዚደንት ኢሳይያስ፡ ዓለም ኣብ ኣገዳሲ ናይ ለውጢ መድረኽ ኣብ ዘላትሉ፡ ህዝብታት ዓለም ካብ ዝኾነ እዋን ንላዕሊ ንሰላምን ርግኣትን ብሃንቀውታን ተስፋን የማዕድዎ ከምዘሎ ብ ምጥቃስ፡ ቻይና ኣብ ኩሉ ኣመዝጊባቶ ዘላ ምዕባለ ኣብ'ዚ መዳይ ግቡእ ተራኣ ክትጻወት ዘለዎ እምነት ገሊጹ። እዚ ዓብላሊ ተራ ኣብ ግብሪ ምስ ዝውዕል ንረብሓ ህዝብታት ክውዕል ተስፍኡ ገሊጹ። ፕረዚደንት ሺ ብወገኑ፡ ቻይና ምስ ኤርትራ ድልዱልን ሓያልን ዝምድና ዝያዳ ንምምዕባል ከምዝጽዕር ኣረጋጊጹ። ፕረዚደንት ኢሳይያስ ብተወሳኺ ምስ ቀዳማይ ሚኒስተር ቻይና ሊኺያንግ ኣብ ዝተኻየደ ርክብ ፕረዚደንት ኢሳይያስ-ቻይና ብዝተኸተሎቶ ጎደና ዘመዝገበቶ ኩሉ-መዳያዊ ምዕባለ ኣዝዩ ዝድነቕ ከምዝኾነ ብምርግጋጽ ደሊባቶ ብዘላ ዓቕሚ ኣብ ህሉዉ ፖለቲካዊ ኩነታት ዓለም መሪሒ ተራ ክትጻወት ዘሎ ተኽእሎ ርሒብ ብምዃኑ፡ ኣብ ክልተኣዊ ዝምድናታት፡ ከምኡ`ውን ኣብ ኣህጉር ኣፍሪቃ ሃናጺ ተራ ክትጻወት ዘለዎ እምነት ገሊጹ። ቀዳማይ ሚኒስተር ሊኺያንግ ብወገኑ ዝምድና ኤርትራን ቻይናን ኣብ ዝሓለፈ እዋን ቅልጡፍ ምዕባለ ከምዘርኣየ፡ ካብ'ዚ ዘለዎ ደረጃ ዝያዳ ንምብራኹ ክስርሓሉ ምዃኑ ገሊጹ።

ፕረዚደንት ኢሳይያስ ምስ ዘሎ ልምዓታዊ መደባትና ብፍላይ ኣብ ጽላት ሕርሻ ተበጺሖ ዘሎ ምዕባለ ዝያዳ ተሞክሮን ናይ ምትሕግጋዝ ባይታን ንምርኣይ ናብ ዞባ ሻንዚ ምብጻሕ ኣካይዱ፣ ኣብ ዞባ ሻንዚ ተክኖሎጂ ሕርሻ ያንግሊንግ፡ ኢንስቲትዩት ምምዕባል ማይ ዘየህልኽ ሜላታት ሕርሻ፡ ፋብሪካ መካይን ሻንዚ ትካል መፍረ ሓምላይ ጸዓት ሎንጊ፡ ምብጻሕ ኣካይዱን መብሪሂ ተወሂብዎን። ብተወሳኺ ምስ ኣመሓዳሪ ዞባ ሻንዚ ዡ ጋንግ ተራኺቡ ዘትዩ፣ ኣብቲ ዘተ ኤርትራን ቻይናን ዘለወን ዝምድና ነዊሕ ሰረት ዘለዋ ምዃኑን ነቲ ብፕረዚደንት ሺ ጂንቢንግ ዝተዋህበ እማመ መደብ ስራሕ ንምትግባር ድሉው ከም'ዘሎ ኣመሓዳሪ ዞባ ሻንዚ ኣፍሊጡ። ፕረዚደንት ኢሳይያስ ከምኡ'ውን ሚኒስተር ጉዳያት ወጻኢ ኤርትራ ዑስማን ሳልሕን ጎኒ ጎኒ ናይ'ዚ ዋዕላ ምስ ዝተፈላለዩ መራሕቲ ሃገራት ቀርኒ ኣፍሪቃ ርክባት ጌሮም። ፕረዚደንት ኢሳይያስ ምስ ፕረዚደንትታት ሶማል፡ ደቡብ ሱዳብ፡ ሱዳን ኣብ ክልቲኣዊ ዝምድና ህሉው ኩነታት ዘተኮረ ርክብ ኣካይዱ። መራሕቲ ሃገራት ሱዳን ደቡብ ሱዳን ሶማል ነቲ ኤርትራ ኣብ ምስፋን ሰላምን ርግኣትን ዞባ ቀርኒ ኣፍሪቃ ትጻወቶ ዘላ ተራ ዕዙዝ ኣድናቕት ገሊጾም።

## መስርሕ መተካእታ ዶላር (de-dollarization)

ቻይና ከም ኣባል ሃገራት ብሪክስ መተካእታ ዶላር ኣብ ምንዳይን ብኡ ኣቢልካ ድማ ዕብለላ ኣመሪካ ንምድኻምን ኣብ ስራሕ ትርከብ። ብፍላይ ድሕሪ ኩናት ሩስያን ዩክረይንን ምውልዑ፡ ብቐጥታ ኣብ ልዕሊ ሩስያ ቁጠባዊ ኩናት እዩ ተኣዊጁ፡ በዚ መንጽር ሩስያ ዝኾነ ፋይናስያዊ ምንቅስቓስ ከይትገብር ካብ ስርዓት ስዊፍት (Swift) ከም ትእለ'ዩ ተጌሩ። ስለዚ ሩስያ ምስ ቻይና ዝነበራ ዝምድና ብምድልዳል የዋጸኒ ትብሎ ንግዳዊ ሽርኽነት ኣብ ምትግባር ትርከብ። እዚ ብክልቲኤን ሃገራት ንመስርሕ "de-dollarization" ንምትግባር ዝግበር ዘሎ ስራሕ ድሮ ውጽኢት ተረኺብዎ ይርከብ፣ ክልቲኣን ሃገራት ዝገብርኦ ንግዳዊ ምንቅስቓስ ብናይ ገዛእ ሃገረን ባጤራ ኮይኑ ይርከብ። ክሳብ 2023 ኣብ ዝነበረ ጸብጻብ፡ ከም ዘነጽሮ መጠን ንግዳዊ ሽርኽነት ቻይና ሩስያ 20 ትሪልዮን ሩብል ወይ'ውን 1.6 ትሪልዮን ዩዋን ምብጽሑ ይጥቀስ። ቻይና ኣብ'ዚ ሕጂ ዝተቓንዐ ኣኼባ ንእተካይዶ ንግዳዊ ልውውጥ ምስ ሃገራት ኣፍሪቃ ብዩዋን ከም ዝኸውን ኣፍሊጣ ኣላ። ድሮ'ውን ኣብ ስምምዕ ዝኣተዋ ሃገራት ኣለዋ። ከምዚ ዝኣመሰለ ስጉምቲ ኣብ ምምካት ዕብለላ ባጤራ ዶላር ዓቢ ግደ ስለዘለዎ ኣገዳስነቱ ዑዙዝ ይገብሮ።

ኣመሪካ ኣብ'ዚ ዝሓለፈ ዓመታት ዕብለላ ዶላር ብምርግጋጽ ንቁጠባ ዓለምና በቲ ንሳ ዝጥዕማ መገዲ ክትቅይሶን ካብ'ዚ መስመር ወጻኢ ዝግበር ዝኾነ ንግዳዊ ንጥፈታት ከምዘይህሉ ክትገብር ጸኒሓ ኣላ። ብተወሳኺ ንማእከል ምትሕልላፍ ገንዘብ SWIFT ብምቁጽጻር ጸጥታዊ ስግኣት እየን ዝበለተን ሃገራት ተጠቀምቲ ከም ዘይኮና ክትገብር ጸኒሓ ኣላ። ቻይና ትኹን ሩስያ ኣብ ምምካት ዕብለላ ባጤራ ዶላር ወሳኒ ግደ ክጻወታ ልዑል ትጽቢት ኣሎ። ኣብ'ዚ ናይ 2024 ኣኼባ ኣጀንዳ ኮይኑ ምልዓሉ ከም ዓቢ ዝላ ኣብ ምድፋእ ዲፕሎማስያውን ቁጠባውን ሽርክነት ኣህጉር ኣፍሪቃ ምስ ቻይና ኮይኑ ክርአ ይኽእል።

## መደምደምታ

ቻይና ብሳላ ዘመዝገበቶ ደርማስ ምዕባለ ሎሚ ኣብ ምፍጣር ሚዛናዊ ሓይሊ ትጻወቶ ዘላ ተራ ቀሊል ኣይኮነን። ህዝብታት ዓለም ካብ መዝማዝን ገባትን ኣካይዳ ናይ ዝተፈላለየ ሓያላን ሃገራት ወጺኡ ዝሓሸ ዕድል ከቘምትን ወናኒ ጺጋታቱ ኮይኑ፡ ዓይነታዊ መነባብሮ ህዝቡ ዝልውጠሉ መድረኽ ከም ምዃኑ መጠን ኣገዳሲ ይገብሮ። ኣብ ንሓድሕዱ ዝመላላእ ሽርኽነት ምፍጣር ኣብ ምርግጋጽ ዘላቒ ምዕባለ ወሳኒ ተራ ስለ ዘለዎ ቻይና ተርእዮ ዘላ ድልውነትን ድልየትን ኣብ ምፍጣር ዝሓሸት ኣፍሪቃ ዓቢ ተራ ከምዝህልዋ ዘማትእ ኣይኮነን። ልዕሊ ኹሉ ግን ሃገራት ኣፍሪቃ ወነንቲ ጺጋታተን ኮይነን መጻኢ ዕድላተን ንዐኣን ብዝጥዕመን መገዲ ዝውስናሉ ናጻ ፖለቲካውን ቁጠባውን ሕርያ ምስ ዘረጋግጻ ጥራይ እየን።

*ናሆም ተስፋሚከኤል*
*ጨንፈር ምርምር*
*ሚኒስትሪ ጉዳያት ወጻኢ*

ሓሳባት

# ሓራ ህዝብታት

ኣብርሃም በረኸት

**“...ንህዝቢ ኤርትራ፡ ኣብ ውሽጥን ወጻእን ምስ ኩሎም ፈተውቱን ሓራ ህዝቢ ዓለምን የሃና!...”**

እዚ ክቡር ፕረዚደንት ሃገረ ኤርትራ ኣቶ ኢሳይያስ ኣፈወርቂ ብምኽንያት መበል 33 መዓልቲ ናጽነት ኤርትራ ኣብ ዘተኻየደ ጽምብል ካብ ዘስመዖ ወግዓዊ መደረ ዝተወሰደ እዩ።

ንብዙሓት ልሙድ ሰላምታ ዝመስል ቃል ክኸውን ይኽእል፡ ንዘስተውዕል ወገን ኣዝዩ ረዚን መልእኽቲ ዝሓቑፈ እዩ - ብፍላይ እቲ ‘ሓራ ህዝቢ ዓለም’ ዝብል ቃል። እዚ ቓል ናብ ብዙሕ ትንተና ክወስድ ዝኽእል ኮይኑ፡ ንመላእ ህዝቢ ዓለም፡ እንተላይ ኑቶም ኣብ ጥርዚ ሓርነት ኣለና ኢሎም ዝኣምኑ ህዝብታት ዘነጻጸረ መልእኽቲ ዝሓቑፈ እዩ። ሓራ ዝበሃል ህዝቢ ከመይ ዝበለ እዩ፧ እቲ ቐዳማይ ዝመጽእ ሕቶ እዩ። ኣብ ዓለምና ካብ ዘሎ ህዝብታትከ ሓርነቱ ዘረጋገጸ ብልክዕ ክንደይ እዩ፧ መለክዒታት ሓርነቱ ዝተጓናጸፈ ህዝቢ እንታይ ክኸውን ይኽእል፧ ጥርዚ ደረጃ ሓርነትከ እንታይ እዩ፧ ...ወዘተ. እዚ ገለ ካብቲ ውሑድ ክለዓል ዝኽእል ሕቶታት እዩ።

‘ሓራ ህዝቢ’ ዝብል ቃል ንመን እዩ ዘውክል ዝብል ኣገዳሲ ሕቶ’ውን ክስዕብ ይኽእል እዩ። ሓደ ህዝቢ ወይ ሃገር ወይ መንግስቲ ብደገ ዝመልኮ፡ ዝዘውር፡ ዝእዝዞ ሃገር፡ ኣካል ወይ ውድብ ኣሎዶ፧ ናይ ጉይታን ጊላን ወይ ናይ ኣዛዝን ተማእዛዝን ዝምድና ድዩ ንናይ ወጻኢ ዝምድናታቱ ዝገልጾ፧ ናጻ ፖለቲካዊ፡ ቍጠባዊ፡ ማሕበራውን ፖሊሲታት ኣለዎዶ፧ ክብርታት፡ ባህሊ፡ ልምድታት ህዝቢ ብቐሊሉ ዝብሕጉግ ድዩ፧ እቲ ዝቐርብ ሕቶታት ዝርዝራቱ ነዊሕ ክኸውን ይኽእል እዩ። ደረጃ መለክዒ ናጻ ወይ ሓራ ሃገር ወይ ህዝቢ ወይ መንግስቲ ንምፍላጥ ቀሊልን ንጹርን ክኸውን ይኽእል። ማንም ሰብ’ውን ንዝኾነ ሃገር ወይ ህዝቢ ሓራ ወይ ዘይሓራ ኢሉ ክመቓቕሎ ይኽእል እዩ።

ኣቐዲሙ ንዘተርዘረ ሕቶታት መልስታቱ “ኣይፋል” ምስ ዝኸውን፡ ብርግጽ እቲ ሃገር ወይ ህዝቢ ሓራ ንምኻን ኣብ ዘካይዶ ቃልሲ ዕዉት ውጽኢት የምጽእን ጫፍ ዓወት ቀሪቡ ከም ዘሎን ከመልክት ይኽእል። መብዛሕትኡ ሓራ ዝመስል ህዝብታት ወይ ሃገራት ኣብ ዝኽሰት ውሽጣዊ ይኹን ዓለማዊ ናይ ቍጠባ፡ ፖለቲካ፡ ባህሊ ከምኡ’ውን ማሕበራዊ ብድሆታት ቅኑዕ ደረጃ ሓርነቶም ክገሃድ ውሑድ ግዜ ይወስድ።

ህሉው ደረጃ ሓርነት ህዝብታት ዓለምና ንምልካዕ ዕሙቕ ዝበለ ዳህሳስ ዘድሊ’ኳ እንተ ኾነ፡ ዓለምና ካብ ዝሓለፈቶ ዝተፈላለየ መድረኻት ንጹር ስእሊ ክውሰድ ይኽእል። ብደረጃ ህዝብታት ላቲን ኣመሪካ ምስ ዝርኣ፡ ምሉእ ሓርነት ዝረኸበ ህዝቢ ንምርካብ ይኸብድ። ልዑል ደረጃ ጽግዕተኛነት ኣብ ናይ ወጻኢ መንግስትታት ወይ ሓይልታት፡ ብደገ ዝዘወር መሪሕነትን ቍጠባዊ ፖሊስታትን ካብቲ ልሉይ መለለይታት ኣብቲ ኣህጉር ተባሂሉ ክግለጽ ይኽእል። ኣብ ከም ቬነዝወላ፡ ኒካራጓ፡ ኩባን ቦሊቭያን ዝኣመሰላ ህዝብታት ወይ ሃገራት፡ ፖለቲካዊ ሓርነት ንምትንጻፍን ምርግጋጽን ኣብ ቀጻሊ ስራሕ ይርከቡ። ሓርነት ካብ ዝጻልኡ ሓይልታት ቀጻልን ዝተፈላለየን ፈተነታት ኣብ ምፍሻል ድማ ይርከቡ። ብደረጃ ኣፍሪቃ ምስ ዝረአ እቲ ቍጽሪ ኣዝዩ ውሑድ እዩ። ሃገራት ምዕራብ፡ ሓርነት ንዝብህጉ ህዝብታት ብኣጉኡ ናይ ምቕጻይ ስራሕ ከም ቀንዲ ዕማመን ካብ ዝኸውን ነዊሕ እዋን ኣቝጺሩ ይርከብ። እቲ ምኽንያት ናይቲ ኣሎና ኢሎም ዝዛረቡሉ ብልጽግና ምንጪ ሓርነት ዘይብሉ ህዝብን ሃገርን ስለ ዝኾነ እዩ።

ህዝቢ ኤርትራ ፖለቲካዊ ሓርነት ንምርካብ ዘሕለፎን ዘሕልፎ ዘሎን ቃልሲ ምንጪ ምንቅቓሕ ህዝቢ ኣፍሪቃ ክኸውን’ኳ እንተ ነበሮ፡ ንጡፍ ሰዓቢ ገና ኣይረኸበን ዘሎ። እቲ ዝቐልጠፈን ስሙርን ዝብሃል ምንቅስቓስ ንሓርነት ኣብ 2023 ብውሱናት ሃገራት ምዕራብ ኣፍሪቃ ጀሚሩ ዘሎ ድልያ ንፖለቲካውን ቍጠባውን ሓርነት እዩ።

ከም ፓኪስታን፡ ህንዲ፡ ቬትናም፡ ሶርያ፡ ኢራን ዝኣመሰላ ፖለቲካዊ ሓርነት ኣለወን ተባሂሉ ዝዝረበለን ሃገራት’ውን ብመንጽር ረብሓታተን እንተ ዘይኮይኑ

ናጻ ፖለቲካዊ መስመር ከም ናይ ወትሩ መትከለን ኽኽተላ ኣመና ይሸገራ እየን። ብዓቢኡ፡ ከም ሓያላትን መወዳድርቲ ኣመሪካን ዝግለጻ ቻይናን ሩስያን ደረጃ ፖለቲካዊ ሓርነተን ገና ምሉእ ብምሉእ ኣየረጋገጻን ክብሃል ይከኣል። ጥቕምታተን ኣብ ሓደጋ ንዘእቱ ነገራት ናጻ መስመር ዘይክተላ ምኳነን ክሳዕ ቀረባ ግዜ ዝተረጋገጸ ሓቂ እዩ። ቍጠባን ፋይናንስን ክሳዕ ክንደይ ንፖለቲካዊ ሓርነት ኣብ ዋጋ-ዕዳጋ ከእትዎ ከም ዝኽእል ድማ እዘን ሃገራት ዓቢ ኣብነት እየን። 'ክንደይ ካብ ሃገራት ዓለም እየን' ምሉእ ፖለቲካዊ ሓርነት ኣለወን ንዝብል ሕቶ እምበኣር፡ ንእሽቶ መጽናዕቲ ተኻይዱ 'ኣመና ውሑዳት' ዝብል መልሲ ክርከቦ ይኽእል። ኣብ ወሰንቲ ዓለማዊ መድረኻት፡ ነቲ "ጎቦ ኸሩን ወይ ምስ ጎቦ ተጸጋዕ" ዝብል ብሂል ዘይኣምኑን ኣብ መትከሎም ንዝጸንዑ ህዝብታት ወይ ሃገራት ዳርጋ የለዉን።

ቀንዲ ኣጀንዳ ግዚኡ ዘእከለ ዓለማዊ ስርዓት እምበኣር፡ ሓርነት ዘይፈልጥ እንተ ተኻኢሉ ድማ ሓርነት ዘይብህግ ህዝቢ ከም ዝዕምብብ ምግባር እዩ። እቲ እንኮ ምንጪ ቍጠባዊ ሃብቲ'ቲ ስርዓት ክሳዕ ዝኾነ ድማ ከቢድ ዋጋ ተኸፊሉሉ ብዝተፈላለየ ኣገባብ ክረጋገጽ ብረቛቕ መስርሕ ንትግባረኡ ይሰራሓሉ። ክብርታቱ ብዝተፈላለየ ኣገባብ ተባሒጕት ናይ ካልእ ልምድን ባህልን ከም ዝምነን ዝዕምብብን ብምግባር፡ ፖለቲካዊ ሓርነቱ መንጢልካ፡ ኣብ ባህሊ ተመርኲስነትን ተመጽዋትነትን ዝተሰረተ ኣካይዳን ስርዓትን ብምህናጽ፡ ክውንነታዊ ኣካይዳ ኣህሲስካ ኣብ ምውቕቓዕን ምልኻዕን ዝተመርኰሰ ባህሊ ስራሕ ብምስራጽ...ወዘተ. እዚ ካብቲ ኣብ ግብሪ ዝሰራሓሉ ዘሎ ብዙሕ ኣገባባት እዩ። ብደረጃ ዓለም ዘሎ ናይ ቍጠባ፡ ፋይናንስን ፖለቲካን ውዳበታትን ስርዓትን ድማ ቀንዲ መሳርሒ ናይቲ ስርዓት ኮይኑ ይቕጽል ኣሎ።

ሓደ ሃገር ወይ ህዝቢ ሓርነቱ ተጕናጺፉን ኣውሒሱን ክብሃል ምስ ዝኽእል ንሓይሊ፡ ዓቕሚ፡ ተጻዋርነት፡ መትከላውነት ደረጃ ዝቕልሶ መሪሕነት ምግምጋምን ኣፍልጦ ምሃብን ኣገዳሲ እዩ። ህዝቢ፡ መራሕቲ ክኾንዎ ብተሰፋ ዝመርጾም ሰባት፡ ብውልቃዊ ረብሓታት ተገዚኦም ኣንጻር ተስፋታትን ትጽቢታትን ህዝቢ ክሰርሑን ሓርነቱ ክስእኑን ብብዝሒ ታሪኽ ሰኒድዎ ካብ ዘሎ ዘሕዝን ፍጻመታት እዩ። ገና'ውን ተመሳሳሊ ታሪኽ ኣብ ዝተፈላለየ ክፋላት ዓለምና ይስነድ ኣሎ።

ሓርነቱ ዘይተጕናጸፈ ህዝቢ ወይ ሃገር፡ ጠንቂ ዘይምርግጋጹን ኩናትን ምኳኑ ድማ ዞባ ቀርኒ ኣፍሪቃ ዝምስክሮ እዩ። ብኣንጻር ናይዚ፡ ሰብ ራኢን ደለይቲ ሓርነትን ዝኾኑ መራሕቲ ዘበጋገስዎ ሰውራታት ሰኣን ደገፍ ህዝቢ ዝተቐጸየን ካልእ መልክዕ ዝሓዘን ኣብነታት'ውን ክዝርዘር ይኽእል እዩ። ቶማስ ሳንካራ፡ ዑመር ቓዛፊ፡ ፓትሪስ ሉሙምባን ካልኦት ሓርነታውያን ተቓለስቲ ዘበጋገስዎ ሰውራታት ክዕወትን ናይ መወዳእታ መልክዑ ክሕዝን ካብ ዘይከኣለ እዩ።

ሓደ ሃገር ወይ ሓራ'ዩ ወይ ገና ሓርነቱ ኣብ ምንዳይ ዝርከብ'ዩ ተባሂሉ ክድምደም'ውን ዝከኣል ዋላ ይኹን እቲ ደረጃታት ኣብ ብዙሕ ክመቓቐል ይከኣል እዩ። ሓራ ህዝቢ፡ ሓርነቱ ኣብ ምርካብ ኣብ ቃልሲ ዘሎ፡ ሓርነት ርእዩ ዝሰኣነ፡ ፍጹም ሓራ ዘይኮነ፡ ሓርነት ዘይብሉ ክነሱ ሓራ ምኳኑ ዝኣምን ...ወዘተ. እቲ ዝርዝር ብዙሕ'ዩ። እቲ ኣገዳሲ ነገር ንሓርነት ብግቡእ ተረዲኢካን ኣሚንካን ንምርካቡ ክሳዕ ክንደይ ትቃለስን ዋጋ ትኸፍልን እዩ። ዓለምና እትሓልፎ ኣብ ዘላ ወሳኒ መድረኻት፡ ህዝብታት'ውን እንተስ ሓርነቶም ንኽዕቅቡ እንተስ ሓርነቶም ንኽጓናጸፉ ዝገጥሞም ማሕለኻታት እናዓበየን እናሓየለን ክመጽእ ባህርያዊ እዩ። ኣብ ከምዚ መድረኻት ሓርነቱ ከውሕስን ከቖጽልን ዝኽእል ሃገር ማሕበራዊ ፍትሕን



ብልጽግናን ንምጕንጻፍ ዝተርፎ ስራሕ ዝቐለለ እዩ።

ፋይናንስያዊ፡ ማሕበራዊ፡ ቍጠባውን ፖለቲካውን ገለ ካብቲ ሓርነት ህዝብታት ኣብ ምንጻር ዝሕግዝ መቓናት ክኾውን ይኽእል። ደረጃታት ሓርነት ኣብ ምልካዕ'ውን ኣመታት ኣብ ምሃብ ካብ ዝሕግዝ መለክዒታት እዩ። ፖለቲካዊ ሓርነት እቲ ወሳኒን ከም እምነ-ኵርናዕ ወይ ሕላገት ንዓማምን ዘላቕን ሓርነት ህዝብታት ተባሂሉ ክጥቀስን ይኽእል። ታሪኽን ተመኵሮን መብዛሕትኡ ሃረርታ ሓርነት ዘለዎ ህዝብታት ምስ ዝርአ፡ ፖለቲካዊ ሓርነት ዘይብሉ ህዝቢ ቍጠባዊ፡ ፋይናንስያዊ ይኹን ማሕበራዊ ሓርነት ክጕናጸፍ ኣይከኣለን ዘሎ። ዋላ'ኳ ኩሉ ባእታታት ምሉእ ሓርነት ራኢ፡ ስራሕ፡ ዋጋን ግዜን ዘድልዮ እንተ ኾነ፡ ፖለቲካዊ ሓርነት ዝያዳ ይጠልብ። መሰረት ኩሉ ዓይነት ሓርነት ተባሂሉ'ውን ክጥቀስ ይኽእል።

ፖለቲካዊ ሓርነት ኣብ ምጕንጻፍ ዝግበር ቃልሲ ምሉእን ስሙርን ተሳትፎ ህዝቢ ክህልዎ ንዓወቱ ወሳኒ እዩ። ዝኾቕሑ፡ ዝተወደበን ኩሉ ዓይነት ኣጽዋራት ዝዓጠቐን ህዝቢ ይሕጸር ይንዋሕ ምሉእ ሓርነቱ ክጕናጸፍ ኣይሽገርን። ኣብ መስርሕ ምርግጋጽ ፖለቲካዊ ሓርነት፡ ብቐጻሊ ዝዓቢ ደረጃ ንቕሓት ንዝሕተት ደረጃ ዋጋን መስዋእትን ኣብ ምንጻር ይሕግዝ። መስርሕ ጕዕዞ ኣብ ምሕጻሩ'ውን ዓቢ ተራ ይጻወት።

ፍጹም ሓርነት ህዝብታትከ ኣሎ ድዩ፧ ብኸመይከ ይረጋገጽ ዝብል ሕቶ እቲ ብብዙሓት ክቐርብ ዝኽእል ኣገዳሲ ሕቶ እዩ። ኣብተን ምዕቡልን ሓራን ህዝቢ ኣለና ዝብላ ምዕራባውያን ሃገራት ተኸሲቱ ዘሎ ደረጃ ምብሕጓግ ክብርታት፡ ምምንጣል ናጽነት፡ ዝተፈላለየ ደረጃ ዘለዎ ገደባት፡ ኣብ መንጎ ሕብረተሰባት ተኸሲቱ ዘሎ ልዑል ደረጃ ጋግ መነባብሮን ሃብትን፡ ብቐጻሊ ዝኽሰት ዓሌታዊ ጕንጽታት...ወዘተ. ሓቀኛ ደረጃ ሓርነቶም ኣብ ምግሃድ ይርከብ። እዚ ዘገንዝቦ ሓቂ እንተሎ፡ መስርሕ ምርግጋጽ ሓርነት ምስ መስርሕ ምርግጋጽ ማሕበራዊ ፍትሒ ተኣሳሲሩ ዝኸይድ እዩ። ሓደ ህዝቢ ማሕበራዊ ፍትሒ ንምጕንጻፍ ኣብ ዝቓርበሉ ግዜ፡ ሓርነቱ ኣብ ምጕንጻፍ'ውን ተመሳሳሊ ስጕሚ ከም ዝኸደ ክመስል ይኽእል።

ሓርነት ወይ ማሕበራዊ ፍትሒ ንምንጋስ ኣብ ዝግበር ቃልሲ እምበኣር ዘየቋርጽ ጕዕዞ፡ ኣተኵሮ፡ መስዋእትን ግዜን ክጥለብ ግድን እዩ። ታሪኽን ተመኵሮን ከም ዝምስክሮ፡ ሓርነት ንምምጻእን ንምውሓስን ኣብ ዝግበር ቃልሲ ከም ህዝቢ ኤርትራ ዝተመኩረን ዝሰጐመን ህዝቢ ውሑድ እዩ። ዝወሰዶ ግዜ፡ ዝጠለቦ ኩሉ ዓይነት መስዋእቲ ንጹር ምስክር እዩ። ፖለቲካዊ ሓርነት ምስ ዝውሓስ፡ ቍጠባዊ፡ ባህላዊ፡ ማሕበራውን ካልእ ረቛሒታት ሓርነትን ንምጫባጡ ዝግበር ቃልሲ ዝቐለለ ምዃኑ ኣየጠራጥርን። እዚ ከም ኣድማሳዊ ሓቂ ተወሲዱ፡ ፖለቲካዊ ሓርነት ሓንሳእ ምስ ተጨበጠ ካልእ ረቛሒታት ሓርነት ከም መሳርሒ ንምድኻም ፖለቲካዊ ሓርነት ንኸይውዕል ንምንጋሱን ክሰራሓሉ ወሳኒ ይኸውን።

ሓርነቱ ዝተጐናጸፈ ህዝቢ ወይ ሃገር ክስዕቦ ዝኽእል ጸቕጢ መዘና ዘይብሉ ምዃኑ ኤርትራ እትሓልፎ ዘላ መድረኻት ህያው ምስክር እዩ። ፈደረሽን፡ ዶብ ምስምስ ዝገበረ ዝተፈላለየ ወራራትን ኲናትን፡ ዝተፈላለየ ዓይነት እገዳታት...ወዘተ. ገለ ካብቲ ዓበይቲ ኣብነታት ክጥቀስ ዝኽእል እዩ። ከምዚ ዝኣመሰለ ጸቕጥታት መኪትካ ሓርነትካ ምልኡነት ምልባስ ድማ ካብቲ ዓበይቲ ክፋላት ቃልሲ ንሓርነት እዩ።

ኣብ ዝተፈላለየ ከባቢታት ዓለም ዝርከብ ሓራ ህዝብታት ብስምረት ዝሰርሓሉ ግዜ ካብ ካልእ እዋን ንላዕሊ ኣገዳስነቱን ህጹጽነቱን ልዑል ኮይኑ ኣሎ። ኣብ ህልው ዓለማዊ ስርዓት ዝኽሰት ዘሎ ለውጥታት፡ ክፍጠር ልዑል ተኽእሎ ኣብ ዘለዎ ሓድሽ ዓለማዊ ስርዓት፡ ሓርነት ህዝብታት ዘኽብር ክኸውን ውህደትን ቃልስን ሓራ ህዝብታት ኣዝዩ የገድስ። ሓርነት ህዝብታት ምስ ዝወሓስን ዝረጋገጽን፡ ብዓለም ደረጃ ማሕበራዊ ፍትሒ ንምርግጋጽ ዝካየድ ቃልሲ ነዊሕ ግዜ ከም ዘይወስደሉ ድማ ይግምገም።

ኣብዚ መዳይ፡ ተራ መሪሕነት ኣዝዩ ወሳኒ ግደ ይህልዎ። ራእዩን ድሌትን ህዝቢ ግብራውነቱ ኣብ ምርግጋጽ ጥራይ ዘይኮነ፡ ካብ መትከላት ሃገርን ህዝብን ዘልሓጥ ዘይብል፡ ቀዳምነታት ብትኽክል ኣብ ምንጻር ብቐጻሊ ዝሰርሕ፡ ሓርነት ህዝብን ሃገርን ኣብ ዋጋ ዕዳጋ ዘየእቱ እሙን መሪሕነት ንጕዕዞ ምጕንጻፍን ምርግጋጽን ሓርነት ቀዳማይ ረቛሒ ተባሂሉ ክጥቀስ ይኽእል። ኣብ ሓደ ወለዶ ንዝተረጋገጸ ሓርነት ኣብ ዝቕጽል ወለዶ መስርሕ ምውሓስን ገስጋስን ንምርግጋጽ ዝተረፈ ባእታታት ሓርነት ብዝያዳ ንኽጽዕቱ ይሕግዝ። ቃልሲ ምግሃድ ሓርነት ናብ ወለዶታት ምስ ዘይሰጋገር፡ ሓርነት ንምምንዛዕ ድሕር ዘይብሉ ሓይልታት ሕልምታቶም ኣብ ዝቕጽል ወለዶ ግብራዊ ንምግባር ንኽጽበዩ ድሕር ኣይብሉን። እዚ፡ ንጹር መስመርን ሓባራዊ መረዳእታን ብምፍጣር ስሙር መስርሕ ምርግጋጽ ሓርነት ጋህዲ ዝገብር መሪሕነት ተተኻኺኣ ንቑሕ ወለዶታት ኣብ ምፍጣር'ውን ብዙሕ ንኽሰርሕ የገድዶ።

# ጭሩ ባህግኻ ሒዝካ ምጉያይ

ስምኦን ወልደሚካኤል

ኣብ ሕብረተሰብና “ምስ ዓበኻ እንታይ ኢኻ ክትከውን” ከይተባህለ ዝዓበየ ቈልዓ ኣሎ ክበሃል ዝከኣል ኣይኮነን። በዛ ሕቶ እዚኣ ተሓጊዝና ኸኣ ከይዓበና ብዛዕባ ምስ ዓበና እንኾኖ ክንሓስብ ዕድል ረኺብና። ወለድና’ውን ብዘለዎም ተመኩሮ “ምስ ዓበኻ ከምዚ ኢኻ ትኸውን” እናበሉ ባህግና ክንጸርብ ሓጊዞምና እዮም። ወላዲ (እቲ ጥዑይ ወላዲ) ንዉላዱ ኩሉ ዘዘበለጸ’ዩ ዝመርጸሉ። ንባዕሉ ዘይበልዖ፡ ዘይተኸድኖ፡ ዘይተማህሮ ንዉላዱ እናብልዐ፡ እናኸደነን እናምሃረን እዩ ዘዕቢ። ኣብዚ ደው ከይበለ ዝበለጸ ባህጊ ኣብ ኣእምሮ ዉላዱ ክቐምጥ’ውን በቲ ዝኽእሎ ከይተሓለሎ ይበላሓት። ጽቡቕ ባህጊ ናብ ጽቡቕ ግብሪ ዝወስድ መገዲ ምዃኑ ስለ ዝኣምን ንምብሃግ ኣቐሊሉ ኣይርእዮን።

ባህጊ ማለት ኣብ ልዕሊ ሓደ ነገር ወይ ኵነት ምሒር ድሌት ምሕዳር ማለት እዩ። ከይደለኻዮ ናትካ ክትገብሮ እትኽእል ነገር ስለ ዘየለ ምብሃግ፡ ምምናይ፡ ምውንዋን፡ ሃረር ምባል ኣቐሊልና ክንርእዮ የብልናን። ብዛዕባ ጥዕና እቲ ትብህገ’ ትምነዮ፡ ትወናወኖ፡ ሃረር ትብሎ ዘለኻ ምምጽራይ ግን ልዕሊ መጠን ኣድላዪ’ዩ። ጥዕና ናይ እንብህጎ ንኩነታታ ጥዕናና ወይ ይጸልዎ ወይ ከኣ ነጸብራቑ ክኸውን ይኽእል እዩ። ሓደ መንእሰይ ኣብቲ ልሙዕ ኣካሉ ዱቑስ ባህጊ ተሰኪሙ ላዕልን ታሕትን ክብል እንተ ጀሚሩ ልክዕ ከምቲ ሓሚሙ ዓራት ንዝሓዘ እንብሎ “ምሕረት የውርደልካ” ክንብሎ ይግባእ። እንተተኻኢሉ ከኣ እቲ ምሕረት ካብ ሰማይ ክወርዶ ኣብ ክንዲ ምጽባይ ምእንቲ ሓባራዊ ድሕነት ክንሕግዞ ተበግሶ ክንወስድ ኣሎና። ባህጊ ብሓፈሻ፡ ብፍላይ ከኣ ባህጊ መንእሰያት ተላባዒ ባህሪ ስለ ዘለዎ ኣብ ሓደ መንእሰይ ዝተራእየ ብኩል ባህጊ ግቡእ ቀላሕታ እንተዘይተገይርሉ ንባህጊ ብዙሓት መንእሰያት ክብክል ይኽእል’ዩ። ስለዚ ነቲ ጥዑይን ኣወንታውን ባህጊ መንሰያትና ብዘይቅዱስ ባህጊ ከይብከል ኩልና ምስ መንእሰያትን ተመሃሮን ብዝያዳ ቀሪብና እንሰርሕ ኣካላት ግቡእ ቀላሕታ ክንገብር ኣሎና።

ሙብዛሕቲኡ ሰብ፡ ጽቡቅ ምብሃግ ወይ ጽቡቕ ምምናይ ቀሊል’ዩ ዝመስሎ። እንተኾነ ግን ጽቡቕ ምብሃግ ከምቲ ዝመስለና ቀሊል ኣይኮነን። ካብ ሕማቕ ቅንኢ ዝብገስ ሓሳድ ኣተሓሳስባ ኣብ ብዙሓት መንእሰያትን ዓበይትን ክህሉ ምኽኣሉ ንባዕሉ ጽቡቅ ምብሃግ ወይ ጽቡቕ ምምናይ ቀሊል ከም ዘይኮነ መረጋገጺ ክኾነና ይኽእል’ዩ። ጽቡቕ ናይ ምምናይ ክእለት ምስ ግዜ ዘጥፍኡ ሰባት ነቲ ኣብ ከባቢኦም ዝርከብ ሰብ ሓንኩልካ ምውዳቕ ስርሖይ ኢሎም ይሕዝዎ። ባህጎም ባህጊ ሰብ ምዝራግ ይኸውን። ኣጆኻ ክብሉ ኣይክእሉን፣ ብኣንጻሩ ከይቀንዓካ ኣበርቲዖም ይሰርሑ። ብቕንኢ ተላዒሉ ተንኮል ዝሓስብ ሰብ ሓሳድ ኢልና ኢና ንጽውዖ። ሕሳደ ውን ተላባዒ ባህሪ ስለ ዘለዎ ንባዕሎም ሓሳዳት ኮይኖም ሕማም ሕስድና ከየልግቡልና ኑብሰና ክንሕሉ ኣሎና።

ኣብ መንጎ ጽቡቕ ምሕሳብን ጽቡቕ ምግባርን ዘሎ ርሕቀት ነዊሕ ኣይኮነን። ካብ ጽቡቕ ሓሳብ ተበጊሱ ዝነቐለ ሰብ ኣብ ጽቡቕ ግብሪ ክበጽሕ እቲ ተኽእሎ ሰፊሕ’ዩ። ነቲ ጽቡቕ ዝሓስብ ሰብ፡ ጽቡቕ ግብሪ ቀረባኡ’ዩ። መሕደሪ ጽቡቕ ባህጊ ዝኾነ ሰብ ወይ ሰባት እቲ ዝበሃግዎ ከይረኸቡዎ ኣይዓርፉን። መግዛእቲን ዝርያን ኣብ ልዕሊ ህዝቢ ኤርትራ ምስ ኳዕተዩ፡ ባህጊ ሃገራዊ ናጽነት፡ ኣብ ተመሃሮን መንእሰያትን ኤርትራ ሓደረ። መንእሰያት ኤርትራ ንጭራ ባህጊ ሃገራዊ ናጽነት ሒዞም ንሰላሳ ዓመት ኀዮም። እታ ባህጊ ብግቡእ ስለ ዝተሳዕበት ኑቶም በሃግታ ኣብቲ ዝበሃግዎ ኣብዚሓቶም። እታ ኣብ 1991 ህያው ዝኾነት ናጽነት እታ ኣቐዲማ ኣብ እዋን መግዛእቲ ብኤርትራውያን ትበሃግ ዝነበረት ናጽነት እያ። ጭራ ዝበሃግካዮ ሒዝካ ደድሕሪኡ ምጉያይ ኣብ ዝበሃግካዮ ዘብጽሕ ምዃኑ ካብ ታሪኽና ዝበልጽ ኣብነት የለን። ክብደት ናይቲ ኤርትራውያን ከም ህዝቢ ኣብ እዋን መግዛእቲ ኮይና ዝበሃግናዮ ባህጊ መለክዒ የብሉን። ይኹን እምበር፡ እንግድዓ ሰውራውያን መንእሰያት ኤርትራ ነዚ ክብደት’ዚ ንምጻር ተዳልዩ ስለ ዝነበረ ብኽብደት ባህግና ኣይተዓበጥናን።

ባህግና ከነሰምር ምሒር ድሌት ስለ ዝሓደረና ሰብ ዘይገብሮ ጌርና። ባህግና ንምስማር ብዝገበርናዮ “ዘይናይ ሰብ” ተግባር ሓርበኛታት ተባሂልና ክንስመ

ኣኽኣለና እምበር ዓገበኛታት ኣየበለናን። ጎይቶት ናይ እንደልዮ ነጻነትን ሓርነትን ቅድሚ ምኳንና ናይ ናጽነትን ሓርነትን ከደምቲ ከም ዝኾንና ክዝንጋዕ የብሉን። ባህግና ጩቢጥና ኢልና ቅድሚ ምጽንባልና ባህግና ክንጭብጥ ሓመድ ልሒስና ኢና። እታ ሕጊ "ዝተጋደለ ይዕውት" ምኳና ፈሊጥና ንኽንዕወት ክንጋደል ቀሪጽና ተላዒልና። ዘፈራርሕ፡ ዝሕንኩል፡ ዝሕስድ ካብኡ ሓሊፉ ውን ዝወቅዕን ዝቐትልን መሊኡ እዩ ነይሩ። ንጥፍኣት ኤርትራውያን እምኒ ዘይደርበየን ዘየቐበለን ኣይነበረን። ኣጆኹም ዝብል ስለ ዘይነበረ ንሓድሕድና ኣጆና ተበሃሂልና። ኣብ መወዳእታ፡ እቶም ብኻልኦት ኣጆኹም ዝተባህሉ ጠፊኦም፡ እቶም ንነብስና ኣጆኺ ዝበልና ከኣ ተዓዊትና። ነቲ ኣቃጻሊ ድሌት ቀራጽነትን ተባላሓትነትን ስለ ዝተደመሮ ናይ ውሽጢን ናይ ግዳምን ተጻባእቲ ሓምሺሽና ወጺእና።

ኣብ መመድረኹ ዘርከበ ኤርትራዊ መንእሰይ፡ ግዜ ዘየህስሶ ድሙቕ ቅያ ኣብ ብሩና ታሪኽ ናይዛ ሃገር እናጸሓፈ እዩ ጸኒሑ። ሃገራዊ ባህጊ ንምስማር ኣብ ዝተኻየደ ቃልሲ፡ ተጨሪሑ ዘሎ ቅያታት ንምርኣይ ሓባሪ ኣየድልን። እንተኾነ ግን ሕጂ'ውን፡ ናብቲ እንደልዮ ዘብጽሕ መገዲ ሒዝና ንጎዓዝ ከም ዘለና ኢና ኣረጋጊጽና ንፈልጥ እምበር ኣብቲ እንብህጎ ኣይበጻሕናን ዘለና። ክቡር ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፍወርቂ ኣብ ፈስቲቫል መንእሰያት ሳዋ 2004 "ሃገር ናብቲ እትደልዮ ክትበጽሕ፡ መንእሰይ ቅኑዕ ማእዝን ክሕዝ ኣለዎ" ዝበሎ፡ ማእዝን መንእሰያት ልዕሊ ካልኦት ረቛሒታት ዝስርዕ'ዩ። ኣብ ትደልዮ ንምብጻሕ ማእዝንን ፍጥነትን ነናይ ግዝኦ ርእሶም ተራ'ኳ እንተሃለዎም ቅኑዕ ማእዝን ምሓዝ ግን ወሳኒ'ዩ። ቀስ ዝበለ ውዒሉ ሓዲሩ ኣብቲ ክበጽሖ ዝደለየ ክበጽሕ እንከሎ ማእዝኑ ዝሰሓተ ግን ዋላ እንተጎየየ ኣብቲ ክበጽሖ ዝደለየ ክበጽሕ ኣይክእልን'ዩ።

ከም ህዝቢ ተቓሊስና ዓወት ሓሪምና ኣይፈልጥን እዩ። ናጽነት ኣብ ምምጻእን ምዕቃብን ዝተጓናጸፍናዮ ዓወት፡ እቲ ዓወት ብመላእ ሕብረተሰብና ብፍላይ ከኣ ብመንእሰይ ስለ ዝተባህገን ደድሕሪ እዚ ባህጊ'ዚ ስለ ዝጎየየን እዩ። እዚ ተኣምር'ዚ ንብድሕሪ ሕጂ'ውን ካብኡ ዝዓቢ ተኣምር ንኽንገብር ባይታ ዘጣጥሐ ስለ ዝኾነ ክድነቐን ክጽንበልን ኣለዎ። ሰናይን ናይ ሓባርን ባህጊ ዝሓደሮም መንእሰያት ከተፍሪ ዝኽኣለት ሃገር ዝወጠነቶ ክኾነላ ዝቐላ ሃገር እያ። እቲ ተመሊሶም ብዘይውድኡ ሕቶታት ዝተምልአ ህንጸት ሃገር ክንዕወተሉ ሓድነት ናይ ባህግታትና ክዕቀብን ክድንፍዕን ኣለዎ። ምቕናይ ባህጊ መንእሰይ ኣብ ምዕዋት ህንጸት ሃገር እቲ ወሳኒ ረቛሒ ምኳኑ ክዝንጋዕ የብሉን። ናይ ምዕባለ፡ ሓድነት፡ ባህላዊ ኩርዓት፡ ታሪኻዊ ንቕሓት፡ ስራሕ፡ ትምህርቲ፡ ኣድማዕነት ወዘተ. ኣተሓሳስባ ሱር ሰዲዱ ኣብ ኣእምሮ መንእሰያት ክጉላዕልዕ እንተኣኺኢልና ሃገራዊ ባህግና ክሰምር ግድን'ዩ። ብዛዕባ ባህጊ ክዝረብ እንከሎ ውልቃውን ሓባራውን ባህጊ ኢልና ፈላሊና ክንርእዮ ንኽእል ኢና። ውልቃዊ ባህግታትና ኮነ ረብሓታትና ንምርዋይ ክንጽዕር ነውሪ የብሉን። ምእንቲ ዘላቒ ዝኾነ ፍታሕ ክመጽእ ግን ውልቃዊ ባህግታትናን ረብሓታትናን ምስቲ ሓባራዊ ወይ ሃገራዊ ባህግን ረብሓን ከነሳንዮን ከነወሃህዶን የድሊ። ሃገራዊ ረብሓ ከይተዋሕሰ ዕግበትን ሩፍታን ዝፈጥር ውልቃዊ ረብሓ ከተረጋግጽ ዝኽኣል ኣይኮነን።

ባህ ዝበለና ክንረክብ ባህ ዘብል ተግባር ንግበር። ነቲ ናይ ሓባር ባህግና ብሓባር ንጉየየሉ፡ ንውደቐሉ፡ ንላሕጸጸሉ። ከምቲ 'እዝግየ እዝግየ ኣይትበሉ እዝጊ ዝፈትዎ ግብሩ' ዝተባህለ፡ ምዕባለ ምዕባለ ካብ ምባል ንላዕሊ ናብ ምዕባለ ዘብጽሕ መገዲ ክንጸርግ ክንተግህ ይሕረ። ነዛ ካብ ኢድ ስዉኣት ዝተቐበልናያ ናጽነት፡ ጽባቐ ናትና መፈላልጦ ክንውስኸላ ኣሎና። መንእሰይ ኤርትራ፡ ዝተገብረሉ ዘይርስዕን ዝተዋህቦ ዘብዝሕን መንእሰይ ምኳኑ ብኣፉ ዘይኮነስ ብተግባሩ ኣረጋጊጹ'ዩ። ሕጂ ውን ናብቲ ሕንጹጽ ሃገራዊ ዕላማ ንምብጻሕ ኣብ ዝግበር ዘሎ ጉያ ንድሕሪት ቁሊሕ ኣይንበል። ኣብቲ እንደልዮ ክንበጽሕ፡ ጭርሑ ባህግና ሒዝና ንጉየ።







ኣካዳሚ

ሱራፌል ተስፋብሩኽ

# ሓድሽ ተበግሶ

## ኣብ ሓድሽ ዓመተ-ትምህርቲ

ተመሃሮ፡ ነዚ ዝጅምር ዘሎ ዓመተ-ትምህርቲ ከመይ ዝበለ ቅድመ ምድላው ጌርኩም ትህልዉ? ኣብዚ ዓመተ-ትምህርቲ ውጽኢታውያን ኴንኩም ክትወጽኡ መዲብኩምዶ ትህልዉ? ነቶም ዝመደብኩም መመላእታ፣ ነቶም ዘይመደብኩም ከኣ ማይ ኣይሓለፎን እሞ፡ እዚ ዝስዕብ ናብ ውጽኢታዊ ተመሃራይ ዘሰጋግር ነጥብታት እንሆ ኣንቢብኩም ተጠቐምሉ።

**1.** ሕልናና ንለውጥን ዕብየትን ንኽፈቶ። ሕማቕ ሓንጐል ዘተዓደለ ሰብ የለን። ኣብ ጉዕዞ ትምህርትና ክንነፍዕን ክንሓምቕን፡ ኣብ ተፈጥሮና ዘይኮነ፡ ኣብ ናትና ተበግሶን ጻዕርን ይምርኮስ። ዕዉት ናይ ትምህርቲ ግዜ ክነሕልፍ፡ ፈለማ ስነ-ኣእምሮኣዊ ድልውነት የድልየና። ድሕሪኡ ተበግሶ ምውሳድ።

**2.** ካብ ኣብ ሓሳብና እንሕዞ መደባት ንላዕሊ፡ እቲ ኣብ ጽሑፍ ንሕዞ መደባት ናብ ተግባር ናይ ምቕያሩ ዝዓበየ ተኽእሎ ኣለዎ። ብሓሳብና ብዙሕ ክንገብር ንደሊ፣ ብልሳንና'ውን ብዙሕ ክንሰርሕ ከም እንደሊ ንዛረብ ኢና። እቲ ክንገብሮ እንኽእል ኣብ ጽሑፍ እንተ ኣሰፊርናዮ፡ ከነተግብሮ ኣይከብደናን እዩ። እቲ ክንበጽሖ እንደልዮ ሸቶ፡ ኣብ ኣጀንዳና ንጽሓፎ። ንሓሳባትና፡ ራኢናን መደባትናን እንሕዘሉ መዝገብ ኣብ ዝሓንጸጽናዮ መስመር ክንከይድ ክሕግዘና እዩ።

**3.** ኣብ ፊዚክስ ሰለስተ ሕግታት ኒውቶን ንመሃር ኢና። እቲ ሳልሳይ ሕጊ፡ ንዝኾነ ተግባር ማዕረኡን ተጻራሪን ግብረ-መልሲ ከም ዘለዎ ተማሂርና ኢና። ኣብ ኣእምሮና'ውን እቲ ክንገብሮ እንደሊ ስራሕ፡ ንኸይንገብሮ ዝገብር ማዕረኡ ዝጻረር (ከም ትህኪት፡ ተስፋ ምቝራጽ፡ ነብሰ-ምትሓት፡ ወዘተ.) ይለዓል እዩ። ኣብታ ንሸቶና ንስእላ መገዲ ድማ ብዙሕ ጓል-መገዲ ይፈጥረልና። ናይ ግዜ መቓን ምድላው ነዚ ጓል-መገዲ ይዓብሰልና እዩ። ብተወሳኺ ኣብ መገዲ ሸቶና ረጊጽና ክንከይድ፡ ጉዕዞና ክንግምግምን ንዝረኣየና ድኽመት ብእዋኑ ክንኣልን ንኽእል።

**4.** ንኽትብገስ ዘለው መሰናኽላት ድልው ምዃን'ውን የድሊ። ነቶም ኣቐዲምና እንሓስቦም ጸገማት ብጥቕላሎም ኣይንፍርሓዮም። ሓንቲ ስጉምቲ ዝኸድናላ፡ ሓንቲ መሰናኽል ከተስግረና እያ።

**5.** ከባቢኻ እንታይ ዓይነት ተመሃራይ ክትከውን ከም እትኽእል ክነግረካ ይኽእል'ዩ። ሸቶና ንምውቃዕ ዘተባብዓናን ተስፋ ዘቑረጸናን ሰብ ነለሊ። እቶም ዘተባብዑና ብጾትና ንግበርሮም። ሸቶና ንብጻሕ ምትብባዕ ከድልየና እዩ። ቅድሚ ኩሉ ንገዛእ ነብስና ነተባብዓያ። ኩሉ ግዜ ምስ ዘተባብዑና ምዕላል ኣብ ሸቶና ጸኒዕና ክንከይድ ክሕግዘና እዩ።

**6.** ኣብ ዝኾነ ጉዕዞ ህይወት መደብ ሰሪዕካ ምኻድ ቀዳማይ ምርጫ'ዩ። እቲ እነውጽኦ መደብ ክሳብ መወዳእታ ከብጽሓና ኣይንጸበ። መደብና ከምቲ እንደልዮ ዘየሰርሓና እንተኾይኑ፡ ቀልጢፍና ነመዓርርዮ።

**7.** ሰብ ኣብ ጉዕዞኡ ዝተፈላለየ ድልየታት የጥሪ እዩ። እቲ ሒዝናዮ ዝጸናሕና ሸቶ ክንእሰና ይኽእል'ዩ። መጠን ዝዓበናዮን ዓቕምናን ሸቶና ክንቅይር ንኽእል ኢና። ኣብ ዝተወሰነ ግዜ ካብቶም ንሸቶና እንወቕዓሎም መሳርሒታት ክንደይ መሊኽና ንመምዮ።

# ዕጥቂ ተመሃሮ

## ንነባሪ ኣድማሳዊ ክእለታት

ብመገዲ ቤት ትምህርቲ ኩነ ብኻልእ ዝጥረ ሞያ ብቑዕ ንምኳን ዝሕግዝ እንዶታት እዩ። ተመሃሮ ብዝፈለጥዎን ዝዘክሩዎን ዓቕን ካብ ምግምጋም ወጺኦም፡ በቲ ናይ ምግባር ዓቕሞታትን ድሉውነቶም ምእንታን ክግምገሙ፡ በቲ ዝመሃሩዎ ኣቢሎም ሞያን ክእለትን ከም ዘማዕብሉ ምግባር የድሊ። እዚ ኪንዮ ንዕኦም ተባሂሉ ክግበር ዝከኣል ኣገባባት ተመሃሮ'ውን ምስ ዲጂታላዊት ዓለም ዘቃድዎም ክእለታት ከጥርዩ ምእንታን ባዕሎም ኑብሶም ከዕብዩ'ውን ዝዓበየ ግዴታኦም'ዩ።

ረዓሚ ኣተሓሳስባ፤ እዛ ኣርኪብናላ ዘለና ዲጂታላዊት ዓለም፡ ነገራት ብዝለዓለ ዕጽፊ ቅልጣፈ ዝቀያየሩላ ኣለው። ሓደ ፍልጠት፡ ኣተሓሳስባ፡ ክእለትን ሞያን ከም ዘለዎ ኣብ ዝነበሮ ደው ኢሉ ኢሉ ክጸንሕ ዘሎ ተኻእሎ ኣዝዩ ናብ ባዶ ደረጃ ገጹ ወሪዱ ይርከብ። ተመሃሮ፡ ነቲ ብዘይ ዕረፍቲ ዝቀያየር ኩነታት ክለምድዎን ክበቑዎን ምእንታን፡ ንሓድሽ ፍልጠት ቅልጡፍን ውጽኢታውን ናይ ምምሃር ልምዲ ክህልዎም የድሊ። ተመሃሮ ኣብቲ ዝመሃሩሉ ግዜ ነዚ ልምዲ እዚ ኣማዕቢሎም ክጸንሑ ይግባእ።

ናይ ምብህሃል ክእለት፤ ምብህሃል ክእለት የድልዮ እዩ። ኣብ ብዙሕ ኣጋጣሚታት ምብህሃል ሓደ ካብ ኣገደስቲ ክእለታት ናይ ብቑዓት ሰባት ኩይኑ ክቐርብ ጸኒሑ። እዚ ክእለት እዚ ኣብታ ዘይዲጂታላዊት ዓለም'ኳ ከይተረረፈ ኣገዳሲ ዝነበረ'ዩ። ገና ሕጂ'ውን ኣብዛ ዘመናዊት ዓለም ካብቶም መፋትሕ ብቕዓት ኩይኑ ይቕጽል ኣሎ። ተመሃሮ፡ ምስ መማህርቶ፡ መምህራኖም፡ ስድራቤቶምን ካብኡ ወጻኢ ዝርከቡ ሰብን ብቐሊሉ ዘቃርቦም ናይ ምብህሃል ክእለት ከማዕብሉ የድሊ። ተመሃሮ ጽባሕ ብቑዓት ሞያተኛታት ንክኾኑ ናይ ምብህሃል ክእለቶም ገና ካብ እዋን ንእስነቶም ክኾስኩስዎ የድሊ።

ብጋንታ ናይ ምስራሕ ክእለት፤ ተመሃሮ፡ ዝበዝሐ እዋን ኣብ ትምህርቲ፡ ምስ መመህርቶም ተሓባቢሮም ዝሰርሕዎ ዕዮታት ኣሎ። ብሓባር ከመይ ኢልካ ከም ዝስራሕ ከይፈለጡ ናብ ስራሕ ዓለም ምስ ዝኣትው፡ ንዕኦምን ነቲ ዝቑጸሮም ትካልን ጸገም ይኾኖም። እዚ እቶም ኣብዚ እዋን ተመሃሮ ዘለው፡ ብሓባር ናይ ምስራሕ ልምዲ ካብ ሕጂ ከጥርዩ የድልዮም።

ሃያሲ ኣተሓሳስባን ግድል ናይ ምፍታሕ ክእለትን፤ ሃይሲ ኣተሓሳስባ ንነገራት ኣርቂቑ ብብዙሕ ኣንፉ ፈቲሹ፡ ርሒብ ርድኢት ዝፈጥር ኣተሓሳስባ እዩ። ንሓደ ነገር፤ ፍልጠት፡ ሓድሽ ሓሳብ፡ ተክኖሎጂ፡ ወዘተ. ኣዚሩ ብምርኣይ ግንዛበ የዕቢ። 'ሃያሲ ኣተሓሳስባ' ከም ክእለትን ብቕዓትን'ዩ ዝቑጸር። ተመሃሮ ሃያሲ ኣተሓሳስባ ከማዕብሉ፡ ስርዓተ-ትምህርትን ከባቢኦምን ክሕግዞም ይግባእ። ብገዛእ ተበግሶኦም'ውን ከማዕብሉዎ የድሊ።

ኑብሰ ምምሕዳር፤ ሓደ ብባዕሉ፡ ኣብ ካልኦት ከይተጸበየ፡ ክምድብ፡ ከመሓድር፡ ክፈጥርን ክፍጽምን ይኽእል። እዚ ኑብስኻ ባዕልኻ ናይ ምምሕዳር ዓቕሚ ንሓደ ተመሃራይ፡ ብዓል ድስፒሊን፡ ብጉስ፡ ርእሰ-ተኣማንነት ዘሎዎ ሰብ ይገብሮ።

ፈታሺ ምኳን፤ ሕቶ መበገሲ ኩሉ ፍልጠትን ምህዞን እዩ። ብዘይ ሕቶ ሓንቲ እተረኸበት ፍልጠት የላን። ኣብ ዝተፈላለየ ኩነታት፡ ኣጋጣሚታት፡ ክስተታት ዝልዓል ሕቶ'ዩ ናብ ፍታሕ ዝወስድ። ኣብ ቤት ትምህርቲ ተመሃሮ ክመሃሩ እንከለው ጊር ክብሎም ዝኽእል እልቢ ዘይብሉ ኣመራት ኣሎ። ነዚ ኣምራት ኣጥዒኻ ናይ ምፍላጥን ምኹርኳርን ወኒ ንዝኾነ ተመሃራይ ክህልዎ የድሊ። ንዝመጽኦ ሕቶ ክሓትት፡ ነቲ ዘይተመለሰሉ ኻኣ ባዕሉ ኣሊሹ መልሲ ናይ ምርካብ ንያት ከማዕብል የድልዮ። ብኸምዚ ልምዲ ዝዓቢ ተመሃራይ፡ ነቲ ጽባሕ ብዓል ሞያ ኩይኑ ዝሰርሓሉ ዓውዲ፡

ኣፍሽኽታ

ሳራ፤ "ናይ ቀጽሪ መጽሓፍ እንታይ ኩይኑ'ዩ ተጸዊጉ?"

ሰሚራ፤ "ብዙሕ ዘይተፈትሐ ግድላት ስለ ዘለዎ።"

***

ሳራ፤ "ተመሃሮ ጁንየር 'ታይ ኩይኖም ኣስካላ ናብ ትምህርቶም ኣምጺኦም ?"

ሰሚራ፤ "ናብ ሃይስኩል ክድይቡ ስለ ዝደለዩ።"

***

ሳራ፤ "ስለምንታይ ዓሳታት ኣብ ጨዋም ማይ ይነብሩ?"

ሰሚራ፤ "ምኽንያቱ በረበረ ሕንጥሽው ስለዘብሎም።"

***

እናሓደረ ከም ወሓዚ ማይ ክሕድሶ ክነብር'ዩ።

**ናይ ተክኖሎጂ ክእለት፤** ዓለም ካብዚ ዘለናዮ መዋእል ጀሚራ ዲጂታልዊት ኰይና ኣላ። ነዚ ዕጣቓት ተክኖሎጂ ንምልማድ ኣብ ገለኡ ዝሑል ኣብ ገለኡ ኸኣ ቀልጡፍ እዩ። ዝግንበበ ተክኖሎጂ ገና ብእዋን ዘይምምላኽ ካብ ዓለም ከም ምብሕታው ክውሰድ ይኽእል። ተመሃሮ ጸባሕ ንግሆ ኣብ ናይ ስራሕ ሞያኦም ምስ በጽሑ ከይብሕትው ምእንቲ፡ ካብ ሕጂ ጀሚሮም ንሓድሽ ኩነ ዝነበረ ተክኖሎጂ፡ ናይ ምፍላጥን ምፍታንን ልምዲ ክጥርዩ የድሊ።

**ፈጠራውነትን ሰንዓን፤** ኣብ ከባቢኻ ዘየለ ነገር ክትፈጥርን ዝነበረ ከተማሕይሽን ዘኽእለካ ልምዲ ከም ኩሎም ልምድታት ክኹስኰስ ይኽእል። እዚ ክእለት እዚ ምስቶም ኣቐዲምና ዝጠቐስናዮም ነጥቢታት ዝላፈን እዩ። ሃያሲ ኣተሓሳስባ ምህላው፡ 'እዚ ስለምንታይ ከምዚ ዘይኮነ?' ብምባል ብሓድሽ ዓይኒ የርኢ፣ ብእኡ ኣቢሉ ሕቶ ኣልዒሉ ኣሎ። ነቲ ሕቶኡ ክምልስ ከኣ ግድል ናይ ምፍታሕን ምኹርኳርን ልምዱ ክጥቀመሉ እዩ። ዝሕግዙዎ ሰብ በቲ ናይ ምብህሃል ክእለቱ ገይሩ ክሕውስ እዩ። በቲ ነብሱ ብምምሕዳር ዝወሰዶ ተበግሶ፡ ዝሕግዞ ተክኖሎጂ ክዓጥቕ እዩ። ብእኡ ኣቢሉ ፍታሕ ክረክብ እዩ። ሓድሽ ነገር ናይ ምፍጣርን ዝነበረ ናይ ምምሕያሽን ልምዲ ዝኾነ ተመሃራይ ከማዕብሎ ዘሎዎ እዩ። ትምህርቲ ኣብ ውልቀ-ሰባት ክገብሮ ካብ ዘኽእል ዝዓበየ ቀ'ምነገር'ውን ንሱ'ዩ።

**ረቐቅቲ ክእለታት፤** ቤት ትምህርትታት ንተመሃሮኦን ረቐቅቲ ክእለታት ከጥርዩ ክሕግዛ ይግበኦን እዩ። ተመሃሮ ኸኣ ንቕሓቶም ብምብራኽ ንረቐቅቲ ክእለታት፤ ከም እኒ ምሕደራ ግዜ፡ ናይ ምውዳብ፡ ኩታ ሚላ ህይወት ዘዕብዩ፡ ንኽብርታት ሕብረተሰብ ዘማእከለ ክእለታት ክዓጥቁ የድሊ።

**ዝምድናን ኣጠማምታን፤** ተመሃሮ ኣብ ማሕበራዊ ህይወቶም ማሕቢርም ክዓብዩ ዘድልዮም ስምዒታት ካብ ገናኡ ከጥርዩዎ የድልዮም እዩ። ሰብ ማሕቢሩ ስለ ዝነበር፡ ንሓጕሱን ሓዘኑን ምስ ሰብ ተማቒሉ ይሓልፎ። ሽግር ሰብ ምክፋል፡ ነብስኻ ኣብ ቦታ ካልኦት ሰብ ኣእቲኻ ምርኣይ፡ ንዝምድናን ምምሕባርን ኣገደስቲ ልምድታት እዮም።

## እናተዘናጋዕኩም ፈትኑ

## ግድላት

ኣደ ሜሪ ኣርባዕተ ኣዋልድ'ያ ወሊዳ። እታ ቀዳመይቲ ለካቲት፡ ካልኣይቲ ሚያዝያ፡ እታ ሳልሰይቲ ኸኣ ሰነ ይበሃላ፣ እታ ራብዐይቲኸ መን'ዩ ስማ?

ሰይቲ እቲ እንኮ ሓው ኣሞታትካ ንዓኻ እንታይ ትብጽሓካ?

ሓደ ሓረስታይ ናብ ዕዳጋ ብምኻድ፡ 100 ናቕፋ ብምውጻእ ሚእቲ እንስሳታት ገዚኡ። ብዕራይ ብ10 ናቕፋ ንሓደ፣ ላም ብ 5 ናቕፋ ንሓንቲ፣ ምራኹት ብ50 ሳንቲም ንሓደ ገዚኡ። እዚ ሓረስታይ፡ ክንደይ ብዕራይ፡ ላምን ምራኹትን ገዚኡ?

## መልሲ

1- ሜሪ ባዕላ፣ 2- ነቓዕ፣ 3- 90
ምራኹት፡ 1 ብዕራይን 9 ላምን እዮም።

## ኣቓልቦ ኣብ ግዜ መጽናዕቲ

ብዙሓት ተመሃሮ ብኣድህቦ ከጽንዑ ይጽገሙ እዮም። ኣብ ትምህርቲ ዕዉት ንኽትከውን ብኣቓልቦ ምጽናዕ ኣድላዪ እዩ። እዚ ዝስዕብ ነጥብታት፡ ኣብ ግዜ መጽናዕቲ ኣቓልቦኻ ብኸመይ ከተመሓይሾ ትኽእል ዝሕግዝ'ዩ፤

# ኣብ ጽሙዉ ዝበለ ቦታ ኴንካ ምጽናዕ። እንተ ተኻኢሉ ንመጽናዕቲ ጥራይ ዝተሓዝአ ቦታ ይሃልኻ። ኣብ ዝደለኻዮ እዋን ክትጥቀመሉ እትኽእል፡ ካብ ረበሻ ናጻ ዝኾነ ቦታ፡ ዘድሊ ናውቲ ትምህርቲ ዘማልአ፡ ጥጡሕ ኮፍ መበሊ ጣውላ ዘለዎ፡ እኹል ብርሃንን ምቹእ መጠን ምቝሪትን ዝርከቦ እንተ ኾነ ተመራጺ እዩ።

# መዓስን እንታይን ከትገብር ከም ዝግባእካ ዝሕብር ንጹር መደብ መጽናዕቲ ኣዳሉ። በዚ ዘውጻእካዮ መደብ ጥራይ ተመሪሕካ ግዜኻ ተጠቐመሉ።

# ኣብቲ ዝበለጸ ከተጽንዓሉ እትኽእል ግዜ (ሰዓት) ናይ ሓደ መዓልቲ ጥራይ ኣጽንዕ።

# ቅድሚ መጽናዕቲ ምጅማርካ ጥሜትን ድኻምን ከይህልወካ ኣረጋግጽ።

# ክልተ ዝተፈላለዩ ስራሓት ኣብ ሓደ እዋን ክትሰርሖም ኣይትፈትን። ምኽንያቱ፡ ንኽልቲኡ ኣብ ሓደ እዋን ብምሉእ ኣድህቦ ክትሰርሖ ኣይትኽእልን ኢኻ።

# ንሓደ ዓቢ ዕዮ (ንኣብነት፡ ስፍሕ ዝበለ ምዕራፍ) ብሓደ እዋን ክትውድኦ ኣይትፈትን። ንዕብዩ ዝበለ ዕዮ፡ ናብ ንእሽ-ንእሽ ዝበሉ ዕዮታት መቓቕሎ።

# ኣእምሮኻ፡ ካብ ኣጨነቕቲ (ኣሻቓልቲ) ዝኾኑ ሓሳባት ናጻ ይኹን። ብኣቓልቦ ከተጽንዕ ቅሱን ኣእምሮ ክህልወካ የድሊ።

# ፍትወት እቲ እተጽንዮ ዘለኻ ዓውደ-ትምህርቲ ይሃልኻ።

# ኣብ መንጎ መጽናዕቲ ዕረፍቲ ውሰድ። ኣብ ሓደ ሰዓት፡ ካብ 15 ደቒቕ ዘይበዝሕ ግዜ ዕረፍቲ ውሰድ።




# ሽኩሽኳ ትማሊ
# ሽኩሽኳ ሎሚ

**ኣስቴር የማነ**

ወዝቢ ጎፍ ኢለን ስውር ዝበላኦም ሰባት ንመልክዐን ኣድኒቖም ኣይጸግቡወንን። “ኣሕዋትና” ይብሉወን ነበሩ ቐደም። ካብ ፍርሒ ድዩ ወላስ ካብ ኣኽብሮት ዝተላዕለ ግን ርግጸኛ ኣይኮንኩን። “ከይጠምያ፣” ተባሂሉ ኣዴታትና ጊባቦኣን ብዘይ ቁራስ እንጌራ ኣይገድፍኦን። በይንኻ ምስ ዝረኽባኻ፣ በቲ ሕልሚ ዝጥዕም ድምጸን እናደረፉን እናኣዛነያን ውነኻ ይስውርኦ። ካብ’ቲ ኽትከዶ ዝሓሰብካን ዕዮኻን ኣሰናኺለን ድማ ሒዘናኻ ይኸዳ። “ናበይ፧” ዶ በልኩም፧ እንድዒ! ከም ዝብልዎ እንተኾይኑ ግን ወላ ደኣ ‘ናብ ከምዚ’ ኢሎም ንጹር ዝፈልጥዎ ቦታ ክጠቕሱ ኣይኽኣሉ እምበር፡ “ምስኣን ይወስዳኻ” ግን ይብሉ። ዝበዝሕ እዋን፣ ኣብ መገድኻ ሰብ ስለዝረኽበካ ካብቲ ኣቲኻዮ ዘለኻ ዕንዛዘ ኣበራቢሩ ንገዛኻ እዩ ዘብጽሓካ። “ሽኩሽኳ ወሲዳቶ/ታ ነይሩ/ራ” ኸኣ ይበሃለልካ። እዚ ምስ ዘይከውን ግን ክሳብ ገዝኣን ምስኣን ትኸይድ’ሞ፣ ምስኣን ኣቖንየን ከይተራእያ ንዓድኻ ይመልሳኻ ይበሃል። እታ ዝተወስደት ጓል-ኣንስተይቲ ምስ እትኸውን ድማ ጸጉሪ ርእሳ ቁማል ዘጽድፍ ህልም ዝበለ ቁኖ ቆኒነን ይመልሳኣ ይበሃል ነበረ። ዝፈትዋኻ ይመስላ ግን ውነኻ ይዘንበኦ።

እቲ ሐሕማቑ ድማ ድሕሪ እዚ እዩ ዝመጽእ። ወያ ዝተመልሰ ሰብ፣ በየን ከይዱ፧ ኣበይ ቀንዩ፧ እንታይ ገይሩ፧ በየን መጺኡ፧.... ወዘተ ዝብሉ ሕቶታት ክምልስ ዓቕሚ የብሉን። ካብ ከቢድ ድቃስ ከም ዝተንስአ ሸው እዩ ዝበራበር። ሓንሳብ ዝተሰወረት ልቡ፣ ብኡ ኣቢላ ንሓዋሩ ክትስወር’ውን ናይ ዝበዝሐ ግዜ ተርእዮ እዩ። ናብ ዓበድበድ የድህበሉ። ሎሚ፣ “እዘን ‘ኣሕዋትና’ እዚኣን ኣበይ ኣለዋ፧” ኢልካ ምስ እትሓትት፣ “ረበሻ ስለዘይፈትዋ ኣርሒቐን ከይደን” ተባሂሉ እዩ እዚ ዛንታ ዝድምደም። ደቂ ሰብ ረቢሽናየንሲ ንሰን’ኳ ምስ ክንደይ ሰበበን ጸሊኣናና። ንሕና ግን እቲ ሸው ዝለመድናዮ ዕንዛዘ ግዲ ዝብረሃና ኾይኑ፣ እነሆና ሕጂ’ውን ንሽኩሽኳ ዘመናዊ መልክዕ ኣትሒዝና ንስዕቦ።

እቲ ብዛንታ ዝሰማዕናዮ ሽኩሽኳ ከምዚ ኣቐድም ኣቢለ ክብሎ ዝጸናሕኩ እዩ ዝመስል። ናይ ዘመንና ሽኩሽኳ’ኸ ከመይ ዝበለ እዩ፧ ብዛዕባ ‘ደቂ ሕድርትና’ ክዕለል እንከሎ፣ እቲ ኣወሳስዳ ሽኩሽኳ ሓደ መልክዕ ዝሓዘ ሙኺኑ እዩ ዝርደኣካ። ብመልክዐን ኣህኒነን፣ በቲ ሕልሚ ዝጥዕም ድምጸን ሰሊበን ውነኻ ብምስዋር ሒዘናኻ ይዕዘራ ነይረን። ሰብ ካብ ቤቱን ዓዱን እንተ ተሰዊሩ፣ ወሳዲኡ ከም ርዱእ ተወሲዱ እዩ እብ ፈቓዱ በረኻታት ዝድለ ነይሩ። ወይ ብህይወቱ ወይ ሬስኡ ክትረክብ ዓዲ ምልእቲ ትወፍር። ኣዘንተውቲ ከም ዝብልዎ፣ እዘን ‘ኣሕዋትና’ ዘይፈትዎኦ ማለት ክቐርብኦ ዘይክእላ ዓይነት ገረብ ከም ዘሎ እዩ። ለካ መፍትሒ ዘይብሉ ሽግር የለን ዘየብል ድማ ኣይኮነን። ሰባት፣ ከም ገለ ኢሎም ምስኣተንን እንተ ተገራጭዮም ድማ ካብቲ ገረብ ቆሪጾም ብምውሳድ እዮም ኣብ ኣካላቶም ዝኣስርዎ ዝነበሩ። ቅርብ ከኣ ኣይብልኦምን። እዚ፣ እታ ቁራጽ ገረብ ኣብ ኣካላቶም ክሳብ ዝሃለወት ማለት እዩ። ብኸምዚ ድማ ሰባት ንገዛእ ርእሶም ካብኣን ከም መከላኸሊ ይጥቀምሉ ነይሮም።

ዝኸበርኩም ኣንበብቲ፣ ንናይ ዘመንና ሽኩሽኳ ኸ ብኸመይ ኢና ክንከላኸሎ፧ ኣበይን ብኸመይን ኢና ዶቡ ክንሕንጽጸሉ ዘለና ምልዛብ ዘድልየና ዘሎ ኰይኑ ይስመዓኒ ኣሎ። እቲ ምንታይሲ፣ እዚ ናይ ሎሚ ‘ሽኹሽኳ’ እውን እንተኾነ ዓይነቱ ደኣዩ ቐዪሩ እምበር ካብቲ ዝዕለልስ ዝፍለ ኣይኮነን። እኳ ደኣ፣ ብዝተፈላለየ ምስሊ ‘ደቂ ሕድርትና’ ተባዚሖ ኣሎ። እቶም ሽኩሽኳ ወሲድና ዘሎ ሰባት፣ ከምቲ ናይ ቀደም ካብ ቅድሚ ዓይኒ ሕብረተ-ሰብና ስለዘይተሰወርና ሓደገኛነቱ ኣይረኣየናን ኣሎ። እቲ ሸውስ’ኳ ዝጠፍአ ሰብካ ምስ ረኺብካ ናብ ሃይማኖታዊ ቦታታት እናወሰድካ ክሓዊ ትጽዕረሉ ኔርካ። ሎሚ ግን “ጽቡቕ ኣለኹ፣” እናበልና ምሕማምና’ውን ከይተረደኣና ኢና ንድህለል ዘለና። ፈውስና ኣበይ ከም እንረኽቦ ኣጥዒና ክንሓስበሉ ድማ ዕዮ-ገዛና ይኹነልና። ከም ብወዝቢ ድዩ ወላስ ግርህ ኢልና ምስ ገለ ገለ ነገራት ጎፍ ንበሃሃል’ሞ፣ ኣብታ ጎፍታ ዝጠዓምናያ መቐረት ክንፍንዋ ኣይንደሊን። ያኢ ከነስተማቕራ ክንነብር ክንብል ከይተፈለጠና እናኣዛነየ ሽኩሽኳ ሒዝና ዕዝር ይብል ኣሎ። እስከ ገለ ካብቶም ናይ ግዜና ሽኩሽኳ ንርአ።

በዓል ውራይ ኢኻ ንበል። ኣጽብብ ኣቢልካ ክትገብሮ ዝሓሰብካ፣ ካብ ኣርባዕተ ናብ ሽዱሽተ ማይ ቤት፣ ካብ በጊዕ ናብ ዝራብዕ፣ ካብ ዲጆይ (DJ) ናብ ባንድ ሰጊርካ ከይኣክል ‘ሓደ ዓይነት’ መኻዩን ተኻሪኻን ካልእን እናኣጋፋሕካ ኣብ ዲቕ ዝበለ ገፋሕፋሕ ትኣቱ። ካብ “ፕሪ ዌድንግ”፣ “በይቢ ሻወር” ሓሊፉ ሕጂ ኸኣ “ፕሪ ግራጁዌሽን” ዝበሃል ናይ ስእሊ መደብ ይቀላቐል ኣሎ። እዚ’ውን ካብ ትዕዝብትኹም ተኸዊሉ ኣሎ ኣይብልን

እየ። ውራያት፣ ከየጋፋሕካ ቅርጥው ብዝበለ መልክዕ ከተካዪዶ ከም እትኽእል ግዜ ኮሮና ኣርእዩና እዩ። ዘይዓደምኩ ኢልና ኣይተሰከፍና፣ ዘይተዓደምና ኢልና ኣይተቐየምና። ካብቶም ሸዑ ዝተመርዓዉ ግን ሽኲሽኳ ብሂጎም፣ ግዜ ኮሮና ምስ ሓለፈ ምስ ውላዶም መርዓ ክደግሙ ተዓዚብና ኢና። ከምኡ ብምግባርኩም፣ እታ ሓዳር ካብታ ዝነበረታ መቐረት ትቐይር እንተኾይና ድማ ሃየ ኣረድኡና። እዚ ኹሉ ግን የድልየና ድዩ፧

ናይ ኢንተርነት ሽኲሽኳ ድማ ኣሎ። ኣገዳሲ ጉዳይ ሃልዩካ ኢንተርነት ኣቲኻ ኣለኻ ንበል። ዘእተወካ ምኽንያት፣ ናብ ሳራ ዝተባህለት ቤተሰብካ መልእኽትኻ ስድድ ኣቢልካ ክትወጽእ ወይ እትረኽቦ ሰብ ሃሊካ እዩ ኔሩ። ሳራ ኣብ መስመር ስለ ዘይጸንሐት መልእኽትኻ ብጽሑፍ ትገድፈላ። ዘምጻኣካ ጌርካ ግን ኣይትወጽእን። ካልኦት መሓዙትካ ፖስት ዝገበርዎ ስእሊን ካልእን ከምዘሎ ዝሕብር መልእኽቲ ይጸንሓካ'ሞ ናብኡ ተብል። “ላይክ”፣ “ኮመንት”... ከይበልካ ስቕ ምባል ሓጥያት ኰይኑ ስለዝስመዓካ ገለ ትብል። ኣብ ኮመንት ዝተጻሕፉ እናረኣኻ፣ ብናይ ገሊኦም “ኮመንት” ትሰሓብ'ሞ “መን ኮን'ዩ፧” ኢልካ መንነቱ ክትፈልጥ ትፈታትሽ። ኣብ ምፍታሽካ፣ ሓደ ክልተ ትፈልጦም ሰባት ምስ መሓዙትካ መሓዙት ኰይኖም ይጸንሑ'ሞ፣ “ሪኴስት” ትሰድድ። ብዛዕብኦም'ውን ክሳብ'ቲ ገደብ ዝፈቐደልካ ክትፈልጥ ሃሰውሰው ትብል። እዚን እትን ክትብል ነቲ ቀንዲ መደበካ ዘንጊዕካ፣ ኩድም ኢልካ ኣብ ምግንጻልን ምጥውዋቕን ትጽመድ። ክሳብ ዘእተኻያ ወረቐት “ኣብቂዐ” ኢላ ደው ተብለካ ማለተይ'ዩ። ከምኡ ኢልካ ድማ ወይ ጁባኻ ወይ ሰዓትካ ክሳብ ዝፍድሰካ ኣብኡ ተረዪዕካ ተምሲ።

ኣብ ዘመንና፣ ብፋሽን ዘይግደስ ዳርጋ የለን ምባል ክሓይሽ እዩ መስለኒ። ምስ ዘዝመጸ ፋሽን ክዳን፣ ጫማ፣ ቦርሳ፣ ሞባይል... ወዘተ ክንጕዩ ብራኸ ዕግበትናን ቁጠባናን ዘንቆልቁልና ክንደይ ኢና ግዲ፧ ንእግረ መገድና እናሓለፍና ኣብ ቨትሪና ዘዝረኣናዮ ክዳን/ጫማ ስሒቡና ናብ'ታ ድኳን ድርግም ንበል። ንኻልእ መዓላ ዝተሓሰባ ገንዘብና ኣራጊፍና ድማ ንወጽእ።

ዝበዝሓ ኣዋልድናን ገለ ኣወዳትናን ደድሕሪ ዝመጸት መመላኽዒታት እናጎየዩ ክሸባበጡ ምርኣይ'ውን ከም ልሙድ ተወሲዱ ኣሎ። ‘መልክዕ’ ተለቂሖም ንደቂ ሕድርትና ከርክቡ ዝደለዩ ይመስሉ። ጥቓ ጥቓኣን ከምዘይበጽሑ ግን ይትረፍ ዝረኣዩወን ንሕና'ኳ ምመስከርና። እቲ ኣብ ጥዕናኦም ዘስዕበሎም ጉድኣት እናተሓበሮም፣ ስቕ ኢሎም ክቕጽልዎ ምርኣዮም ብዘይካ ሽኲሽኳ እንታይ ስም ክንረኽበሉ ንኽእል ትብሉ። ከምኡ'ውን፣ ግዜና ኣብ ክንዲ ንፍረ ንጥቀመሉ ኣብ ሞባይልና ቲክ-ቶክ፣ ፊልም፣ ጌይም ክንቀያይር ደቓይቕ ብሰዓታት ተተኻኺኡ ዕዝር ዝብል እንተኾይኑ ከመይ ሽኲሽኳ ወሲድኒ ኣይንብልን።

“ሓንቲ፣ እንተኾና ድማ ክልተ ቢራ ጥዕም ኣቢለ ንገዛይ ይኸይድ” ኢልካ ዝጀመርካዮ፣ ጥዑም ጥዒምካ ክሳብ ካሴታ ረጊጽካ ምስታይ ትበጽሕ እንተኾንካ ኸ እንታይ እዩ ክበሃል፧ ብዛዕባ ዝሰዓረት ናይ ስፖርት ጋንታኻ ከተበስር ኢልካ ዝጀመርካዮ ዕላል ናብ ትንታነታት ሰጊርካ ኩሉ ዓይነት ስፖርት ትበጽሖ። በል'ስከ፣ እዚ ኹሉ ካብ እትዛረብ ዝዓቕምኻ ስፖርት እንተትሰርሕ እዩ ንጥዕናኻ ዝጠቕመካ እሞ ከምኡ ግበር። ኣብ ርእሲ'ቲ ፊልምታት ንኽትርእዩ ዘጥፋእክዮ ግዜ፣ ሓደራኺ ብዕላል ንኽትደግምዮ ኢልኪ'ውን ተወሳኺ ግዜኺ ኣይተጥፍኢ። እዚታት ኣብቲ ካብን ናብን ንገብሮ ዕላላት ብብዝሒ ዝርአ ዘሎ እዩ። ሓንቲ ኣርእስቲ ከየብሰልካ፣ እናተናጠርካ መጥመሪ ኣብ ዘይብሉ፣ ኣይንታይካ ኣብ ዝኾነ ዕላላት ተጸሚድካ እንተወዓልካስ ርግጸኛ ዲኻ ሽኲሽኳ ከም ዘይወሰደካ። ዕላማ ዘይብልካ ካብ ገዛኻ ንኸተማ ወጺእካ ከይኣኸለካ፣ ኣብ መገዲ ረረኺቡ “እሞ ሻሂ ክንብል....” ምስ ዘዝበለካ ሰብ ካብን ናብን ካፈታት ክትናጠር ውዒልካ እንተምሰኻ ኸ፧ እዚ'ኸ ሽኲሽኳ ዶ ኣይኮነን፧

ነገረ ሽኲሽኳ ብዙሕን ግናይን እንድዩ፣ መወዳእታ እኳ ክንደየናይ ከይህልዎ እንተሃለዎ ድማ ኣይግድን እዩ። ኣዋስዳኻ ዘይጠዓየዶ መወዳእታኻ ክጥዒ ኢሉ። ሽኲሽኳ፣ ካብ መገድኻን ዕላማኻን ኣዘምቢሉ እዩ ኣንፈትካ ዘጥፈኣልካ። ናይ ምምዝዛን ክእለትካ ክማርኽካ ብምኽኣሉ ጥራይ ኣብ ልዕሌኻ ምልኩ ከርኢ ኣይጽገምን። መግትኢ ክሳዕ ዘይተገብረሉ ድማ ከም ዓረብያ ፈረስ ናብ ዝደለዮ መኣዝን እናጠማዘዘ ሒዝካ ይዕዘር።

“ምስጢር ዓወትሲ፣ ምሉእ ኣድህቦኻ ኣብቲ እትጎዓዘሉ ዘለኻ መገዲ ምስ ዝህሉ እዩ።” ትብል ኣበሃህላ ኣብ ሓንቲ ክርእያ ዝቐነኹ ናይ ኣኒመሽን ፊልም ዝረኸብክዋ ዘረባ እያ። ብዛዕባ ሓቅነታ ዘጠራጥር ክንደየናይ ከይህልወና። እቲ ምንታይሲ ኣብ ባይታ፣ ኣብ ዕለታዊ ህይወትና ንፍትኖን ንነብሮን ስለዝለና። “እሞ ደኣ እንታይ ንግበር፧” ድማ ይኸውን እቲ ዝስዕብ ሕቶ። መልሱ'ኳ በብወገንና ክንምልሶ ንኽእል እንተኾንና፣ ብወገነይ ድማ ገለ ክብል። “ሸዑ'ኸ፧” እትብል ወጣሪት ሕቶ ኣብ ነፍሲ-ወከፍ ንስጉማ ስጕሚ ከይሰልከና እናመለስናያ እንተኼድና፣ ሽኲሽኳ ብቐሊሉ ግዝኣቱ ኸገብረና ኣይክእልን'ዩ ዝብል ሓሳብ ኣለኒ።

እቲ ዝበዝሕ ግዜ፣ ሽኲሽኳ ሒዝና ክዕዘር ከሎ ኣይስወጠናን እዩ። እቲ ምኽንያት፣ ብሓንቲ ዘይትጠቅም ኰይና ትስመዓና ነገር ስለንዕንቀፍ እዩ። ዝዓንቀፈትና፣ ሸዑ ንሸዑ ራዕ ኣቢላ ስለዘየውደቐትና ጥራይ ብምንኣሳ ተዓሺና ከይወገንናያ ስቕ ኢልና ንኸይድ። በቲ ንኸዶ መገዲ ኣዝዩ ዓቢ ደንጎላ ንመገድና ዓጊትዎ ከም ዝጸንሕ ድማ ኣብኡ ምስ በጻሕና እዩ ዝርደኣና። ብዘይተጸበናዮ ኣንፈት ዝመጸና መንደረጋሕ'ውን እንተዘይቀተለና ከሰንክለና ይኽእል እዩ። ካብ ኣካላዊ ስንክልና፣ ሞራላዊ ስንክልና ከምዝኸብድ ድማ ካባይ ምንጋር ትደልዩ ኢኹም ኣይብልን እየ። ኣብ ግዜ ንእስነትና ዝወሰደና ሽኲሽኳ፣ ግዜና ብኸንቱ ምስ ጠፍአ ኣብ ግዜ ሽምግልናና ከይንበራበር እሞ ብጣዕሳ ዝኣክል ናብ ዕብዳን ከየድህበልናሲ ሎሚ ደኣ ንጠንቀቕ። መጥፊኢና ይብረሃና ከይህሉ እናኣስተውዓልና ንኺድ እየ ዝብል ዘለኹ። ካልእ ክስትውዓለሉ ዘለዎ ‘ሽኲሽኳ’ እንተሎ ድማ ገለ ክትብሉና እዚ መድረኽ ናባኹም የብሎ።

# ሓንቲ ሕቶ ኣላትኒ

*መጽሔት መንእሰይ ነቶም ካብ ኣንበብታ ብሕልፊ ድማ ካብ መንእሰያትን ተመሃሮን ዝውሕዝዋ ሕቶታት፡ ምሁራትን ሰብ ሞያን ብምውካስ፡ መጻሕፍትን ብተመራመርቲ ዝቐርቡ መጽናዕታዊ ወረቓቕትን ብምድህሳስ፡ ሓፈሻዊ ባህልን ክብርታትን ሕብረተሰብ ኤርትራ ኣብ ግምት ብምእታው መልሲ ክትህበሎም ጸኒሓ’ያ። ንሎሚ’ውን ከም ወትሩ ንገለ ሕሩይ ሕቶታት መልሲ ኣዳልያ ኣላ። ኣብ ዝቐርብ ሕቶን ዝወሃብ መልስን ተወሳኺ ርእይቶ፡ ሓሳባት ወይ መአረምታ ምስ ዝህሉ፡ መጽሔት መንእሰይ ናይ ኢሂን ምሂን ባይታ ክትከፍት ድሉውነታ ትገልጽ።*

## ጽቡቕ ኣተሓሳስባዶ ጽቡቕ መልክዕ?

ሕቶ፥ **ክሳዕ ሎሚ ዳርጋ ምስ ኣርባዕተ ዚኾና ደቀ’ንስትዮ ብምሕዝነት ዘይረ’ለኹ። ኩለን ብማዕዶ ወራዙት እኳ እንተ መሰላ፡ ቅርብ ኢለ እንታይነተን ክፍትሽ ኣብ ዝፈተንክሉ ግና ከምቲ ዝተጸበኽወን ኮይነን ኣይጸንሓንን። ኣነ ኸኣ ምስ’ቲ ዝጸንሓኒ ልዑል ትጽቢታት ግዲ ኾይኑ ቀልጢፈ ሃዲመየን። እዛ ሕጂ ምሳይ ዘላ ፍቕረይ እንተ ኾነት’ውን፡ ካብአን ትሓይሽ ኣይኮነትን። እታ ዝምርዓዋ ጓል፡ ብኣተሓሳስባ ትሕግዘኒ፡ ተማኽረኒ፡ ክጋገ ከለኹ ትእርመኒ፡ ጽቡቕ ስራሕ ንምስራሕ ትድርኸኒ … ክትከውን እናተመነኹ፡ ኣጋጣሚ እተን ዝማሓዘወን ኣዋልድ፡ ውሽጠን ብድኽዩ ደገአን ንምጽባቕ ጥራይ ዝሃልካ ኾይነን ምጽናሐን ኣዝዩ’ዩ ተስፋ ኣቝሪጹኒ። በዚ ኸኣ መጻኢ ፍቕርና ኣዝዩ ኣሻቒሉኒ ኣሎ።**

**ሓቂ ‘ሓይሽ መጀመርታ ኩሉ እቲ ደጋዊ ጽባቐአን ኣጋግዩኒ እዩ። ውሽጠን ከምቲ ደገአን ኮይኑ ይስምዓኒ ነይሩ። ደሓር ኣዚዩ ከቢድ ውሽጣዊ ዕርቃን ከም ዘሎወን ምስ ኣረጋገጽኩ ግና ዘይተጸበኽዎ ስለ ዝኾነኒ፡ ካብአን ክሃድም ተገዲደ። ንገሊአን’ውን መጻሕፍቲ እናሃብኩን ብሓሳባት እናኣዕለልኩን ንኽጸልወን ብዙሕ ፈቲነ እየ። እንተኾነ፡ ውሽጣዊ ድኽነት ዘሎወን ኮይኑ ስለ ዘይስምዐን ብዙሕ ኣይሓገዛንን። ገሊአን’ውን እንትርፎ ‘ተባህለ ተገብረ’ ብሓሳባት ምዕላል ኣይፈትዋን እየን። ገሊአን ድማ ንነብሰን ከምታ ዘላታ ንኽቕበላኣ ኣመና ዚጽገማ ኮይነን’የን ዚስምዓኒ። ኣብ ክንዲ ገዛእ ርእሰን መሲለን ዚኸዳ፡ ንኻልኦት ኪመስላ ሃለኽለኽ ዚብላ ብዙሓት’የን። ንኣብነት ኩለን እተን ኣቐዲመ ዝቐረብክወን ደቀ’ንስትዮ፡ ካልእ መሲለን እየን ቀሪበናኒ። ከም ሳዕቤኑ ኸኣ ምሳይ እናሃለዋ እስእነን ነይረ።**

**ብኸምዚ ኸኣ ተስፋ ቘሪጸ እገድፈን። ንምኺኑ’ባ ንምንታይ’የን ገለ ደቀንስትዮ ካብ ጽቡቕ ኣተሓሳስባ ጽቡቕ መልክዕ ኪህልወን ዚመርጻ? እዚ ጸገምከ ብኸመይ ኪፍወስ ይኽእል?**

መልሲ፥ እዚ ጥርዓንካ፡ ናይ ብዙሓት ደቂ ተባዕትዮ ጥርዓን እዩ። ሓቂ ‘ሓይሽ ኣዚዩ ብሉጽን ተበሃግን ውሽጣዊ ጽባቐ ዘሎወን ደቀ’ንስትዮ ውሑዳት ኣይኮናን። ብዙሕ እዋን ከኣ ከምዚአን’የን ዕዉት ህይወት ፍቕሪ ዘሕልፋ። ምኽንያቱ ልዕሊ’ቲ ደጋዊ ጽባቐአን፡ ውሽጠን ኣመና ስለ ዝስሕበካ፡ ንዝተወሰነ እዋን እንተ ኾነ’ውን ኪፍለያኻ ኣይትደልን። ኣብዚ ሕጂ እዋን ከምዚአን ዓይነት ደቀ’ንስትዮ እናሰሰና ምምጻአን’ውን ተስፋ ዚህብ እዩ።

ብዝኾነ ናብ ሕቶኻ ክንምለስ፡ ገለ ደቀ’ንስትዮ ካብ ጽቡቕ ኣተሓሳስባ ጽቡቕ መልክዕ ኪህልወን ምምራጸን፡



ናታተን ጸገም ጥራይ ዘይኮነ፡ ናይ ደቂ ተባዕትዮ'ውን እዩ። ደቂ ተባዕትዮ፡ ደቂ ኣንስትዮ ኣብ ዝመርጽሉ እዋን፡ ኣብ ክንዲ ብደጋዊ መልክዓ - ብኣተሓሳስባኣ ብልጽቲ ጓል ንምምራጽ እንተ ዘቓድሙ፡ ንውሽጠን ክጥምታ ምተሓገዘ። እንተ ዘየለ፡ መምልኩዓተን ዝያዳ ተመረጽቲ ክኾና እናተዓዘበ ደኣ፡ ምናልባት'ውን "ደቂ ተባዕትዮ ንውሽጣዊ ጽባቐ ጓለንስተይቲ ዚጥምት ኣዒንትን ዚመዝን ኣእምሮን የብሎምን" ኣብ ዚብል መደምደምታ በጺሐን ይኾና። ካብዚ ተበጊሰን ከይኮና ኣይተርፋን ከኣ ገሊአን ዘይተኣደነ ግዜን ገንዘብን ብምጥፋእ፡ ደገአን ቀባቢአን ኣብ ልቢ ደቂ ተባዕትዮ ቦታ ንምርካብ ከይተሓለላ ዚጽዕራ። እዚ ማለት ግና ኩለን ደገአን ኣጸባቢቐን ዚኸዳ፡ ኣወዳት ንምህዳን'የን ማለት ኣይኮነን። ኩለን ደገአን ኣጸባቢቐን ዚኸዳ፡ ውሽጣዊ ጽባቐ የብለንን ማለት'ውን ኣይኮነን። "ኣካይዳኻ፡ ኣዘራርባኻ፡ ኮነ ኣከዳድናኻ መግለጺ እንታይነትካ እዩ'ሞ፡ ብኹሉ ግዱስ ኩን" እትብል ጥቕሲ'ውን ኩለንትናዊ ጽባቐ ንኽንውንን እተዘኻኽር እያ። ስለዚ እንተ ተኻኢሉ፡ ኩለንትናዊ ጽባቐ ንምውናን ምቕላስ እዩ። እንተ ዘይተኻኢሉ ግና ውሽጥና መግለጺ እንታይነትና ስለዝኾነ፡ ካብ ደጋዊ ዕርቃን ዝያዳ ውሽጣዊ ዕርቃን ከሰክፈና ይግባእ።

ንፍተዋ ንጽልኣያ፡ እታ ሓንሳእ ዝተዋህበትና መልክዕና ክሳዕ ብህይወት ዘሎና ኣይትቕየርን እያ። ኣብዛ ዓለም ንተፈጥሮኡ ኪልውጥ ዚኽእል ሰብ የልቦን። ንፈጣሪ፡ "እዚ መልክዐይ ጸሊአዮ እየ'ሞ ቀይረለይ" እንተ በልናዮ'ውን ፈጺሙ ኪሰምዓና ኣይክእልን እዩ። በቃ! ደጋዊ መልክዕና ስእሊ ፈጣሪና ምዃኑ ኣሚንና፡ ከም ዘለዎ ተቐቢልና፡ ውሽጥና ንምትዕርራይ ክንጽዕር እዩ ዚግባእ። ንደጋዊ መልክዕና ባዕልና ስለ ዘይሰራሕናዮ፡ መልክዕና ከፊኡ-ጸቢቑ ንኣና ከንእደና ወይ ከጽርፈና ዚኽእል ኣይኮነን።

ከምቲ ዝበልካዮ፡ ሓያሎ ደቂ ተባዕትዮን ደቀንስትዮን ንነብሶም ከም ዘላታ ኣብ ምቕባል ብዙሕ ኪሸገሩ ይስትብሃል'ዩ። እንተኾነ፡ ዝኾነ ሰብ ንነብሱ ብእወታ ኪቕበላ እንተ ዘይክኢሉ ኣኺሉዎ እዩ። ኣብ ስቅያት ምንባር ኣይተርፎን እዩ።

ብሓፈሻ፡ ወዲ ሰብ ውሽጡ እንተ ዓሪቑ'ዩ ደጋዊ መልክዑ ኣጸባቢቑ ተፈታውነት ንምርካብ ዚቃለስ። ልዑል ውሽጣዊ ጽባቐ ዘሎዎ ሰብ ግና፡ ብደጋዊ መልክዑ ክንድ'ቲ ክሸገር ዚኽእል ኣይኮነን። ስለዚ እታ መፍትሕ፡ ኣብ ኢድ ነፍሰ-ወከፍና እያ ዘላ። ውሽጥና ብዝግባእ ንምህናጽ፡ ፍልጠት ንምዕጣቕ፡ ሞያታት ንምውናን ከይተሓለልና ንጽዓር'ሞ፡ ሽዑ ልዑል ርእሰ ተኣማንነትን ነብሰ-ክብርን ክስምዓና እዩ። ንነብስና ኸኣ ኣዚና ክንፈትዋን ክንቅበልን ኢና። ሽዑ ኢና ኸኣ ንስለ ሰባት ኢልና ምንባር ንገድፎ።

## ማይነዝዩ ጠስሚ?

ሕቶ፥ **ብኣምሆ ኣብ ሓደ ቤት ቁርሲ ኣብ ክትዕ ኣቲና ምስ ኣዕሩኽተይ። መካትዒ ኣርእስትና፡ ምስ ጥዕና ብዝተኣሳሰር፡ ካብ ማይነዝን ጠስምን ኣየናይ ይሓይሽ ዝብል'ዩ፤ መልሲ ካባኹም።**

ሰመረ፡ ጆሲ፡ ይርጋኣለም ካብ ኣስመራ

መልሲ፥ ክልቲኦም ካሎሪን ስብሕን ዘለዎም ኢኹም ጠቒስኩም። ጉዳይ መቐረት ሓዲግካ፡ ኣብ ጥዕና፡ ዝወሓደ ስብሒ ዘለዎ'ዩ ዝምረጽ። ካብ ክልቲኦም ዝወሓደ ስብሒ ዘለዎ ማይነዝ'ዩ። ልክዕ ንምዃን፡ ኣብ ሓንቲ ማንካ ጣውላ ጠስሚ 7.3 ግራም ስብሒ ክህልዎ እንከሎ፡ ኣብ ማይነዝ ግና 1.5 ግራም ጥራይ እዩ ስብሒ። ምስዚ ኣብ ዝተኣሳሰር፡ ማርገሪን እውን ካብ'ቶም ካሎሪን ስብሕን ዘለዎም ዓይነታት መግቢ ኮይኑ፡ ካብ ማይነዝን ጠስምን ኣዝዩ ዝሓሸ ስለዝኾነ፡ ከም ኣማራጺ ክውሰድ ይከኣል'ዩ። ኣብዚ ጉዳይ ርዱእ ክኸውን ዘለዎ፡ ካብኡ ንናብኡ ኢና ነወዳድር ዘሎና እምበር፡ ኩሎም እዞም ዝጠቀሱ ዘለዉ፡ ስብሕን ካሎሪንን ብብዝሒ ዘለዎም ምዃኑ ክትዝንግዑ የብልኩምን። ንሕቶኹም ግቡእ መልሲ ረኺብኩም ክትኮኑ ንትስፎ።

## ፍርሒ መርዓ

ሕቶ፥ **ኣብ መጀመርታ ሰላሳታት ዝርከብ ጓለ'ንስተይቲ እየ። ተመርዕየ ዕዉትን ሕጉስን ሓዳር ክውንን ዘሎኒ ምንዮት ደረት የብሉን። እንተኾነ፡ ብዙሓት ሰባት ኣብ ሓዳሮም ኪሰዓሩ፡ ስድራቤታት ኪበታተና፡ ቈልዑ ኪዝኽትሙ፡ መብጽዓታት ትርጉሞም ኬጥፍኡ፡ ብዙሓት ደቂ ተባዕትዮ ኸኣ ኣንስቶም ገዲፎም ምስ ካልኦት ኪዘሩ፡ ናጽነት መጻምድቶም ኪኹኑ… እዕዘብ ብምህላወይ፡ 'ሓዳር ከምዚ እንተ ኾይኑ ደኣ ምምርዓው እንታይ ረብሓ ኣሎዎ?' ዚብል ሕቶ ብተደጋጋኢ ኣብ ኣእምሮይ ይመላለስ። ቀጻልነት ኣብ ዘይብሉ ኪዳን ይኹን ፍቕሪ ዝያዳ ተሃሰይቲ ንሕና ደቀ'ንስትዮ ብምዃንና**

**ኸኣ ድምር ናይዚ ኹሉ ጸገማት ልዑል ራዕዲ ፈጢሩ፡ ካብ መርዓ ከም ዝሃድም ይገብረኒ ኣሎ እሞ፡ እንታይ እንተ ገበርኩ ሓይሽ?**

መልሲ፥ ብልዑል መብጽዓታት ዝተመስረቱ ዝምድናታት ክፈርሱ እንተ ተዓዚብኪ፡ እቲ ጠንቂ፡ ጸገም ናይ'ቲ ዝመስረትዎ ሓዳር ዘይኮነ፡ ሕመቕ ናይ'ቶም መጻምድቲ ምዃኑ ኣይትዘንግዒ። ካብ መርዓ ምህዳም ፍታሕ ስለዘይኮነ፡ ልዑል ቅድመ-ምድላዋት ብምግባር ሓፈሻዊ ኣቃውማኺ ኣደልዲልኪ ክትኣትውዮ ክሓይሽ'ዩ።

ንስኺ ጽቡቕ ኣቃውማ ሒዝኪ ዋላ እንተ ቐረብኪ፡ መጻምድትኺ ከማኽን ከምቲ ትሓስብዮን ዘይክኸውን ይኽእል እዩ። ኩሉ ሰብ ሓዳሩ ኣብ ምዕቃብ ሰነፍ ዝብል ኣተሓሳስባ ክህልወኪ ኸኣ ኣይግባእን። ብዙሓት ብልዑል ጥበብን ተገዳስነትን ሓዳሮም ኪመርሑ ዝኽእሉ መንእሰያት ከምዘለዉ ኣሚንኪ፡ ነቲ ንስኺ እትደንቕዮ ባህርያት ዝወነነ መንእሰይ ንምርካብ ክትቃለሲ ይግባእ።

ፍትሕ ከየጋጥመኪ ፈሪሕኪ፡ ንገዛእ ርእስኺ ሓዳር ካብ ምግባር ክትኩንንያ ምኽኑይ ኣይኮነን። እቲ ኣብ ፍቕርን ሓዳርን ብዙሕ ዘጽንዐ ሆጀ ካብ ዝጸሓፎ ክንጠቕሰልኪ፥

"ፍርሕና ክሳዕ ዚቕንጠጠልና ናይ መርዓ መደብና ካብ ዓመት ናብ ዓመት ነናውሖ እንተ ሃሊና፡ ክሳዕ ምንባር ነቋርጽ ከነናውሖ ኢና ማለት እዩ። ምኽንያቱ እቲ ፍርሒ ኣይከቋርጽን'ዩ፤ እቲ ዕድመ ኸኣ ኪባኽን'ዩ። ስለዚ ኣብ ክንዲ ክንምርያ እናደለና ብፍርሒ ተጨቢጥና ንነብር፡ ትርጉምን ኣተኣላልያን ሓዳር ከመይ ምዃኑ ንምፍላጥ እንተ ጸዓርና ይሓይሽ። ሕማቕ ነገር ከየጋጥመካ ፈሪሕካ፡ ተሓቢእካ ስለዘይንበር።"

መምህራን ስነ-ልቦና'ውን ብወገኖም፥ "ካብ ንፍትሕ ፈሪሕካ በይንኻ ምንባር፡ ሓዳር ፈቲንካ ምፍታሕ ይሓይሽ።" በሃልቲ እዮም። ምኽንያቱ፡ ካብ ጌጋታትካ ብዙሕ ክትመሃርን ክትምኩርን ይከኣል'ዩ። ስለ እትኽእል። ንኽይትፋትሒ እንተደሊኺ ግና እወታዊ ኣተሓሳስባ ከተማዕብሊ፡ ንበደላት መጻምድትኺ ሸለል ክትብልን ምሕረት ምግባርን ክትምሃርን፡ ንመጻምድትኺ ግልጽቲ፡ እምንትን ሓላዪትን ክትኮንን ንዕብየት ሓዳርኪ ብቐጻሊ ኣበርቲዕኪ ክትጽዕርን ይግባእ።

ሓዳር ልክዕ ከም ባሕሪ'ዩ፡ ኩሉ ክሕንብሶሉ ይፍትን'ሞ፡ ገለ ረቂቕ ጥበብ ተጠቒሙ ይወጽእ። ገለ ኸኣ ሰኣን ክእለትን ጥንቃቐን ጥሒሉ ይተርፍ። ስለዚ ሓዳር ንኹሉ ብኣልማማ ዜጥሕል ማዕበል የብሉን። ነቶም ብሰሪ ዘይተገዳስነቶም፡ ጥበቡ ዘይፈለጥዎን ንማዕበላቱ ብጥበብ ዘይገጠምዎን ከጥሕሎም ምርኣይ ንቡር'ዩ። ነቶም ልዑል ቅድመ ምድላዋት ጌሮም ዝኣተውዎ ግና ኬጥሕሎም ብዙሕ ዓቕሚ የብሉን። ምእንቲ'ዚ፡ ንሓዳር ብዓይኒ ስነ-መጐት ምጥማቱ ኣርባሒ ኣይኮነን።

ብዙሓት መጻምድቲ፡ ብኣዝዩ ቐሊል ነገር ተጓራፊጦም ናብ ፍትሕ የምርሑ። ከም ውጽኢቱ ንፍትሕ ይቃልዑ'ሞ፡ ህይወቶምን ህይወት ደቆምን ከኣ የዕንዉ። ስለዚ፡ ከምዚኦም ዓይነት ሰባት፡ ንዘይምምርዓውኪ ምኽንያት ኪኾኑኺ ኣይግባእን። ስለዚ ንሓዳር መሓዙትኪ ስለ ዘተዓወታሉ፡ ንስኺ ኣይትዕወትሉን ኢኺ ማለት ኣይኮነን። ንስኺ ካልኦት ስለ ዘይኮንኪ። ስለዚ ክብደት ሓዳር ፈቲንኪ ክትፈርድዮ ዝሓሸ ይመስለና። ተመርዒኺ ከምቶም ብዙሓት ዕዉታት ሰባት ክትኮኒ ኸኣ ትምኒትና'ዩ። ንስኺ ጥራይ ብሓባር ምንባር ጥበብ ምዃኑ ኣሚንኪ፡ ረቀቕቲ ጥበባት ብምህናጽ ዕዉትቲ ንምዃን እንተ ጽዒርኪ፡ ዘይትዕወትሉ ምኽንያት የለን።

ምስ ተመርዓኺ ንፍቕርኹም ብቐጻሊ ክትጓስይዮን ክትኩስኩስዮን ከድልየኪ እዩ። ፍቕርኹም



ከይኣርግ፡ ኪዳንኩም ከይዓኑ፡ ስምዒታትኩም ከይርሓሓቑ፡ ደቅኹም ኣብ መጋርያ ከይዓብዩ፡ ንፍቕርኹም ብዘይምቁራጽ ምሕዳስን ምትዕርራይን ንፍልልያትኩም ምጽውዋርን ከድልየኩም እዩ። ሓዳር ብግቡእ ክጥቀምሉ ዚኽእሉ መጻምድቲ እንተ ረኺቡ፡ ዘየቋርጽ መኸሰብ ዘሎዎ ትካል'ዩ።

ስለዚ ተርእዮታት ፍትሕ እናዛየደ ምምጻኡ፡ ጸገም ናይ ሓዳር ዘይኮነስ፡ ጸገም ናይ'ቶም ተጻመድቲ ምዃኑ ብግቡእ ክትርድእዮ ይግባእ። ደቂ ሰባት ሕሱር፡ ብዙሕ መስዋእቲ ዘይሓትት፡ ብዙሕ ዘየህልኽ ... ኪዳን ይመርጹ ብምህላዎም'ዩ እቲ ጸገም። እንተኾነ፡ ዓወት ብጻዕሪ፡ ምጽማምን ጥበብን'ዩ ዝርከብ።

## ጉዳይ ማይ

**ሕቶ፥ ንግሆ ማይ ምስታይ ኣገዳሲ ምዃኑ ክሰምዕ ጸኒሐ'ለኹ። ሓቅነት ኣለዎ ድዩ፧ ብዛዕባ ማይ ኣበየናይ እዋን ክንሰቲ ከም ዘሎና ጭቡጥ ሓበሬታ ክትህቡኒ'ውን ኣይምጸላእኩን።**

ዳናይት ካብ ፕራዲዞ

መልሲ፥ ማይ ኣብ ግቡእ ግዜ እንተተሰትዩ፡ ዝዓበየ ውጽኢት ከም ዝርከቦ ሰነዳት ጥዕና ይገልጹ። ንግዜን መጠንን ንሰትዮ ማይ ዝገልጹ ጽሑፋት ኣዝዮም ሰፋሕቲ እኳ እንተኾኑ፡ ጽሙቕ ብዝበለ መለክዕ ነዞም ዝስዕቡ ነጥብታት ከተስተብህልሎም ነዘኻኽር፥

- ንግሆ ክልተ ቢኬሪ ማይ ምስታይ ንውሽጣዊ ህዋሳት ኣካልና ንጡፋት ክኾኑ ይሕግዝ



- ቅድሚ መግቢ ሓደ ቢኬሪ ማይ ምስታይ ኣብ ስርዓተ ምሕቃቕ ዕዙዝ ተራ ይጻወት

- ቅድሚ 'ሻወር' ምውሳድና ሓደ ብኬሪ ማይ ምስታይ ካብ ልዑል ጸቕጢ ደም (high blood Pressure) ይከላኸል።

- ቅድሚ ድቃስ ሓደ ብኬሪ ማይ ምስታይ ካብ ወቕዒን ሕማም ልብን ይከላኸል።

## ዝዓገበሉ ውጽኢት ንምርካብ

**ሕቶ፥ ወዲ 18 ዓመት ተማሃራይ 11 ክፍሊ እየ። ኣብ ትምህርተይ ኣዝየ ንፉዕ ኣይኮንኩን፤ ኣዝየ ሕማቕ ከኣ ኣይኮንኩን። ማእከላይ እየ። ጠንቂ ዘይምንፍዐይ ኢለ ዝሓስቦ፡ ትምህርታዊ ንጥፈታተይ ብኣጋ ወይ ከሎ ጌና ዘይምስልሳል'ዩ። "ድሓን ግዜ ኣለኒ፡ የርክበሉ'የ፡ ሓንሳብ ይጽንሓለይ" እናበልኩ ክሳብ'ታ ናይ መወዳእታ ሰዓት ኣወንዚፈዮ እጸንሕ'ሞ፡ ኣብ ምዉት ግዜ ወይ ውዱእ ሰዓታት ተብተብ እናበልኩ መጽናዕተይ ከሰላስል እፍትን። ኩሉ መጽናዕተይ ወዲአዮኳ ዝኣቱ እንተ ኾንኩ፡ ከምቲ ዝደልዮ ዘዕግብ ውጽኢት ግን ከመዝግብ ኣይከኣልኩን።**

**እዚ ጉዳይ'ዚ ኣብ ትምህርተይ ኣሉታዊ ሳዕቤናት ክህልዎ ከም ዝኽእል እርደኣኒ'ዩ። ንምንታይ ከምኡ ከም ዝገብርን እቲ ጠንቂ ናይዚ ጸገመይ እንታይ ከምዝኾነን ክርድኣኒ ግን ኣይከኣለን። እዚ ጸገም'ዚ ክፈትሖ እንተ ኽኢለ ኣብ ትምህርተይ ጽቡቕ ውጽኢት ከመዝግብ ዝኽእል ምዃነይ ኣይጠራጠርን'የ። ምኽንያቱ ግዜይ ብግቡእ ተጠቒመ ኣብ ዘንበብኩሉ እዋናት፡ ኣዝዩ ዘዕግብ ውጽኢት ዘመዝገብክሉም እዋናት ስለ ዝዝክር። ስለዚ ጠንቂ ሽግራተይ ኣለሊኹም፡ መፍትሒኡ ክትሕብሩኒ እላበወኩም።**

ዓወት ካብ ከተማ ከረን

ዝኸበርካ ዓወት፡ እዚ ኣባኻ ጥራይ ዘይኮነ፡ ዳርጋ ኣብ መብዛሕትኦም ተመሃሮ ዝርአ ኣዝዩ ሕማቕ ሳዕቤን ዘለዎ ጉዳይ እዩ። ዳርጋ መብዛሕትኦም እዚ ጸገም'ዚ (Procrastination) ዘለዎም ሰባት፡ ማዕረ ኽንደይ ኣሉታዊ ሳዕቤን ኣብ ሂወቶም ከም ዘኸትለሎም ኣየስተብህልሉን'ዮም። ንስኻ ግን ነዚ ጸገም ብግቡእ ኣለሊኻ ፍታሕ ክትረኽበሉ ምሕታትካ ኣድናቖትና ክንገልጸልካ ንፈቱ።

ዝተፈተኻ ዓወት፡ መብዛሕትና ንሰማማዓሉ ሓደ ሓቂ ኣሎ፡ ንሱ ኸኣ፡ እቲ ክንቆጻጸሮን ብግቡእ ክንጥቀመሉን እንኽእል ግዜ እቲ ዘለናዮ ግዜ ወይ'ውን "ሕጂ" እዩ። ጽባሕ፡ ድሕሪ ጽባሕ፡ ከምሎም፡ ዝመጽእ ወርሒ ወይ ንዓመታ እንታይ ይገጥመና ኣይንፈልጥን ኢና። ሽሕኳ እቲ ሓቂ እዚ እንተ ኾነ፡ እዚ ጸገም'ዚ ዘለዎም ሰባት ንጽባሕ፡ ዝመጽእ ወርሒ፡ ንዓመታ ወዘተ. ካብ ምባልስ ኣይቦኽሩን'ዮም። ግዜ እንከለዎም ካልእ ግዜ

ይጽበዩ። ዘገርም'ዩ።

ተመራመርቲ ዓውዲ ስነ-ልቦና ጠንቂ ወይ መበገሲ ናይዚ ጸገም'ዚ ብዙሕ ከም ዝኾነ'ዮም ዝዛረቡ። ገለ ካብቶም ጠንቅታት ንምጥቃስ፦

- ፍርሒ (እዚ ፍርሒ ንዘይትፈልጦ፡ ከይትወድቕ ምፍራሕ፡ ንኽቢድ ዕማም ምፍራሕ ወይ ኣሰልቻዊ ከይከውን ምፍራሕ፡ ወዘተ. የጠቓልል)
- ብብቕዓትካ ምጥርጣር
- ድንጋጸ ኽትረክብ ምድላይ

እዚኦም ክሳዕ'ታ ናይ መወዳእታ ሰዓት ንጥፈታትና ኣወንዚፍናዮም ንኽንጸንሕ ዝገብሩ ረቛሒታት'ዮም።

ናትካ'ውን ኣብ ትምህርትኻ ኣሉታዊ ሳዕቤናት ከኸትሉልካ ዝኽኣሉ፡ ሓደ ወይ ካብ ሓደ ንላዕሊ ካብ'ዞም ኣብ ላዕሊ ዝተጠቕሱ ጠንቅታት ክኸውን ይኽእል። ስለ'ዚ ካብዚ ሽግር ንኽትናገፍ፡ ብመጀመርታ ኣሉታዊ ሳዕቤናት ናይ'ዚ ጸገም'ዚ ብግቡእ ተንትኖ። ኣብ ትምህርትኻ ዘምጽኦ ሽግራት ብግቡእ መርምሮ። ንስኻ ማዕረ ክንደይ ንፉዕ ከም ዝኾንካን ኣብ ትምህርትኻ መሕመቒኻ ምኽንያት እዚ ጸገም'ዚ ምኺኑን ድሮ ክትርዳእ ክኢልካ ኣለኻ። ስለዚ ኣሉታዊ ጽልዋኡ ማዕረ ክንደይ ከቢድ ምኺኑ ብግቡእ ኣስተንትን። ካብቶም ንፉዓት መዛኑኻ ዝፈልየካ ...ዓበይቲ ሽቶታትካ ንኸይትጭብጥ ዓቢ ሓጹር ኮይኑ ዝጋርደካ ... ንነብስኻ ኄንካ ንወለድኻን ሃገርካን ዓቢ ኣበርክቶ ንኸይትገብር ዝዕንቅጸካ ... ጽዕግተኛ ካልኦት ሰባት ኄንካ ንኽትነብር ዝገብረካ ምኺኑ ዘክር። ብዛዕባዚ ጉዳይ ብግቡእ ክትርዳእን ከተስተንትን እንተ ኽኢልካ፡ ካብቲ ጸገም ንኽትገላገል ኣይክትጽገምን ኢኻ።

ዕላማታትካ (መደባትካ)'ውን ርትዓውያንን ብቐሊሉ ዝጭበጡን ጌርካ ስርዓዮም። መደባትካ ኣዝዮም ዓበይትን ነዊሕ ግዜን ጻዕርን ዝወስዱን ምስ ዝኾኑ፡ ኣብ ግዚኦም ንኽትሰርሖም ትጽገም ኢኻ። ከም ሳዕቤኑ ኣብ ትምህርትኻ ዘይተደልየ ጽልኣትን ኣብ ግዚኦም ከይዓመምካዮም ንመጸኢ ናይ ምውንዛፍ ልምድን ተማዕብል። ንኣብነት፤ ብዙሕ ናይ ንባብ ልምዲ ዘይብልካ ክንስኻ፡ ፈተና ብምቕራቡ ንመዓልቲ ልዕሊ ሰላሳ (30) ገጻት ከተንብብ መደብ ምስ ተውጽእ፡ ነቲ ዕማም ኣዚኻ ትጸልኦን ንኻልእ ግዜ ከተሰጋግሮን ትግደድ። ስለዚ ናይ መጽናዕቲ መደባትካ (Study Schedule) ርትዓውን ብቐሊሉ ዝጭበጥን ጌርካ ስርዓዮ።

ዝኸበርካ ዓወት፡ ኣበር-ኣልቦ (Perfect) ክትከውን ኣይትጸበ። ገለ ገለ ተመሃሮ ክሳዕ'ታ ናይ መወዳእታ ግዜ ፈተና ከየጽንዑ ይጸንሑ'ሞ፡ ኣብ ሓጺር ግዜ ኣንቢቦም ክሸፍንዎ ይፍትኑ። እዚ ኮነት ንኽልተ ነገራት ክጥቀምሉ ስለ ዝደልዩ እዮም ከምኡ ዝገብሩ። ቀዳማይ ሕማቕ ውጽኢት ምስ ዘምጽኡ፡ "ስለ ዘየጽናዕኩ'የ እምበር፡ 'ተዘጽንዕስ ጽቡቕ ውጽኢት መመዝገብኩ ኔረ" ኢሎም ጉድለታቶም ንምሽፋን ክጥቀምሉ ስለ ዝደልዩ። ብኻልኣይ ክኣ ጽቡቕ ኣብ ዘመዝግብሉ ግዜ፡ "ከየጽንዐ ጽቡቕ ውጽኢት ኣመዝጊቡ" ተባሂሎም ብሰባት ክምጎሱ ስለ ዝህቅኑ'ዮም። ንስኻ'ውን ከምዚ ዓይነት ርድኢት እንተ ሃልዩካ፡ ኩላትና ደቂ-ሰብ ምሉእነት ከም ዘይብልና ተገንዚብካ ነዚ ኣተሓሳስባ ከተውግድ ጽዓር። ስለዚ ኄጋ ፈሪሕካ ንመደባትካ ካብ ምግጣምም፡ ዓዲ ውዒል ኣይትኹን። ምኽንያቱ ካብ ኄጋታትና ከም እንመሃር ክትዝክር ይግባእካ።

ብተወሳኺ'ውን ንዝወሃቡኻ ዓበይቲ ዕማማት ብግቡእ ኣዳቕቆም። ኣብ መደባትካ ዓበይቲ ዕማማት (ንኣብነት፦ ዕዮ- ገዛታት፡ ፕሮጀክትታት ወዘተ.) ክህልዉኻ ይኽእሉ'ዮም። ካብ ምግጣሞም ፈሪሕካ ናብ ካልእ ግዜ ካብ ተሰጋግሮም፡ ብዝግባእ ናብ ዝደቐቐ መልክዖም ብምቕያር ክትገጥሞም ወይ ክትሰርሖም ይምረጽ። ብግቡእ ሰባቢርካ ምስ እተዳቕቖም፡ በብግዚኡ ቀስ እናበልካ ነቲ ዓቢ ዕማም ብዓወት ክትፍጽሞ ትኽእል ኢኻ።

ኣብ መደምደምታ መደባትካ (ዕማማትካ) ግዜ ከይንዋሕካ ጀምሮም፦ "ኣርክበሉ'የ፡ ግዜ'ለኒ" ከይበልካ፡ ክትሰርሖም'ዩ ዘለካ። ወይ'ውን እቲ ዕማም ይዕበ ይንኣስ ብዘየገድስ፡ ነቲ ዕማም ሕጂ ጀምሮ። ይጽንሓለይ ምባል ኣብ ትምህርትኻ ኣሉታዊ ሳዕቤን ከም ዘለዎ ተረዲእካ፡ ነዛ ቃል ካብ መዝገበ-ቃላትካ እለያ። እቲ ዝዓበየ ሽግር ዘይምጅማር ምኺኑ ኣስተውዕል። ይጽንሓለይ ምባል ይጽንሓልካ!!

ዝተፈተኻ ዓወት፡ ጠንቂ ጸገማትካ ኣለሊኻ፡ መፍትሒኡ ካብዚ ዝተጠቕሰ ረኺብካ ክትከውን ሰብ ምሉእ ተስፋ ኢና። ሽግርካ ብግቡእ ፈቲሕካ ኣብ ትምህርትኻ ዓወት ከተመዝግብ ድማ ንምነየልካ። ሰናይ ዕድል!!

# ሕልሚን ስምዒትን

**ሕቶ፡ ሓድሓደ ግዜ ካብ ናይ ድቃስ ሕልመይ ኣብ ዝበራበረሉ እዋን፡ ንነዊሕ እዋን ምስ ዝተፈለኽዎ ሰብ (ዓርከይ ወይ መሓዛይ ዝነበረ ክኸውን እኽእል) ኣብ ስምዒት ኣትየ እጸንሕ እሞ ይገርመኒ። ሓሲበዮን ዘኪረዮን ዘይፈልጥ ሰብ ከመይ ገይሩ ኣብ ሕልመይ መጺኡኒ፡ ኣነ ኸ ስለምንታይ ኣብ ስምዒት እኣቱ ኢለ ኣብ ጭንቀት እሽመም። ብዛዕባ'ዚ እንታይ ትብሉኒ፧**

**ገና እቲ ናይ ቀደም ስምዒት ኣይወጸለይን ኣሎ ማለት** ድዩ፧

ኣ.ኣ.

መልሲ፥ ግድን ኣይኮነን። ኣብ እዋን ናይ ድቃስ ሕልሚ፡ ሓንጎልና ኣዝዩ ንጡፍ ስለዝኸውን፡ ሃንደበት ምሳና ናብ ዘይቀነየ ሓሳብ፡ ማለት ናይ ርሑቕ ተዘክሮ ከምጽኣልና ይኽእል ምኳኑ ምሁራት ስነኣእምሮ ይገልጹ። ስለዚ ትቐርብዮ ዝነበርኪ ብውኖኺ ከለኺ ዘይዘከርክዮ ሰብ ኣብ ሕልሚ ለይትኺ ምምጽኡ ከተሓሳስበኪ የብሉን። ኣብ ሕልሚ ዝረኣኽዮ ሕሉፍ ነገር፡ ምስ ናይ ሕጂ ሂወትኪ ምትእስሳር ኣለዎ ማለት ስለዘይኮነ፡ ብኣሉታ ክጸልወኪ ኣይግባእን። ስለዚ ሕልምኺ ረሲዕኪ፡ ብዘለኽዮ ክዉንነት ክትጎዓዚ ኢና ንምዕደኪ።

# ምስጢር ጥንሲ

ሕቶ፥ **ዝፈትዎ ዓርኪ ኣለኒ። ካብኡ ኸኣ ዘይመደብናዮ ጥንሲ ሒዘ። ዋላ ኳ ናቱ ምኳኑ እንተ ኣመነ፡ በቲ ዘጋጠመ ጉሁይ እዩ። ካብ ክውለድ ክሰዶ እዩ ዘተባብዓኒ ዘሎ'ሞ፡ እንታይ ክገብር?**

ስመይ ንዓኹም ጥራይ

መልሲ፥ ሂወት ውጽኢት ምርጫታት'ያ። ዝበዝሐ ግዜ ብምርጫና ንሃንጻ ወይ ከኣ ነዕንዋ! ሓንሳብ ከኣ ሰንከልከል ኣቢልና ንመልሳ። ብዙዕባ ሕሉፍ ውሳነኺ ትርጉም ስለ ዘይብሉ ኣብ ህሉውን ወሳንን ኩነታት ሂወትኪ ከነተኩር። ዕርክነት መቐነት እናተጠቐምካ እትጓዓዝ ናይ መመዘዚ መድረኽ'ኳ እንተ ኾነ፡ ሓደጋ ኣየጋጥምን ማለት ግን ኣይኮነን። ነቲ ዘጋጥም ሓደጋታት ከኣ ብማዕረ ሓላፍነት ከም እንወስደሉ ዘይምዝንጋዕ። እዚ ኩነተ-ኣእምሮ ኣብ ዕርክነት ካልኣይ ዘይብሉ ሞራላዊ ሕቶ'ዩ። ይኹን እምበር ኩሉም ኣዕሩኽ ሓላፍነቶም የልዕሉ ማለት ኣይኮነን። ዝያዳ ግን እቲ ዝበዘሐ ሳዕቤን ክወርዶ ዝኽእል ሰብ ዝያዳ ውሳነ ክህልዎ ይግባእ። ዓርክኺ ካብዚ ሞራላዊ ሓላፍነት ብምርሓቕ ንህይወትኪ ኣብ ሓደጋ ዘእቱ ዘይሕጋዊ ምንጻል ጥንሲ ክትገብሪ ይደፍኣኪ ኣሎ። ብሰንኪ ዘይሕጋዊ ምንጻል ጥንሲ ክስዕቡ ዝኽእሉ ጸገማትን ሓደጋታትን ብዙሓት'ዮም። ገለ ኻብቶም ቀንዲ ጸገማት ንምጥቃስ፥ ማሕጸን ወይ ኣፍ ማሕጸን ይቑስል፥

- ብብዝሒ ደም ናይ ምፍሳስ ጸገም የጋጥም
- ኣብ ውሽጢ ማሕጸን ናይ ጥንሲ ቁርጽራጽ ነገር ክተርፍ ይኽእል
- እቲ እተቑራረጸ ጥንሲ ብኸፊል ዕቤቱ ክቕጽል ይኽእል
- ቀጸላታት ማሕጸን ክጉዳእ ይኽእል
- በቲ ዝተወስደ መድሃኒት ዝተላዕለ ምምራዝ ከጋጥም ይኽእል
- ኣብ መወዳእታኡ ሞት'ውን ከስዕብ ይኽእል።

ስለዚ ንሂወትኪ ኣብ ቀራና ሞትን ድሕነትን ኣቕኒዑ ነቲኣ ጸጋመይቲ መንገዲ ጥፍኣት ንዝመረጸልኪ'ሞ እንታይ ክበሃል'ዩ። ብዛዕባ ኣብ ምስዳድ ጥንሲ ዘሎ ሓደጋ ብዝግባእ ኣረድእዮ። ናይ ሓቂ ዓርክኺ ኾይኑ ክቕጽል ክትድርኽዮ ፈትኒ። ብውሕዱ እቲ ናብ ከምኡ ውሳነ ዘብጽሖ እንታይ ምኳኑ ሕተትዮ። ካብኡ ብምብጋስ ከኣ ብኸመይ ነቲ መንቀሊ ሓደገኛ ሓሳብ ትፍውስዎ ተመያየጡ።

# ነየነይተን ክመርጽ?

ሕቶ፥ **ክልተ መሓዙት ኣለዋኒ። ምስ ክልቲኣን ንነዊሕ ስለ ዝተጓዓዝኩ ኣዚየ 'የ ዝፈትወን። ኣብዚ ግዜ'ዚ ክምርያ ኣብ ውሳነ በጺሐ'ለኹ። ምርጫይ ካብዘን ክልተ ዝፈትወን መሓዙተይ ዝሓልፍ ኣይኩነን። ካብ ክልቲኣን እታ መጻምድተይ እትኾነኒ ብኸመይ ክመርጽ ከም ዘሎኒ ኣዝዩ ኣሸጊሩኒ ስለዘሎ፡ ህጹጽ ምኽሪ የድልየኒ ኣሎ። ንእትገብሩለይ ምኽራዊ ሓገዝ ኣቐዲመ ኣመስግን።**

ቸንቶ ወዲ ሰምበል

መልሲ፥ ንነዊሕ እዋን ካብ ትፈልጠን መሓዙትካ ክትምርያ ምውሳንካ ዝተባባዕ ሓሳብ'ዩ። "ንመነን!?" እትብል ሕቶ ግን ናባኻ እንድያ ክትምለሰካ፡ ኣይትንጸጋ ኢኻ። ምኽንያቱ ኩለንትናኣን ንስኻ ኢኻ ትፈልጠን። መን፡ ከመይ ዓይነት ሰብ'ያ፡ ዝሓሸ ኣፍልጦ ኣለካ። ምናልባሽ እታ ሓንቲ ዘለዋ ጽቡቕ ጎኒ፡ እታ ካልእ ኣይህልዋን። እታ ካልኣይቲ ዘለዋ ኸኣ ብኣንጻሩ ኣብታ ሓንቲ ክትስእኖ ትኽእል ትኸውን። ብዝኾነ ነቲ ዓይነተን ኣብ ሚዛን ኮኺብካ'ሞ ስቐሎ፡ ኣየናይ ይመዝን ተዓዘቦ። ማለት ብመንጽር ንስኻ ትምነያ ዓይነታዊት ጓል'ሞ ርኣየን፡ ኣብ ጠባያ፡ ኣቀራርባኣ፡ ምስ ሰብ ዘለዋ ምውሳእን ልቦናን፡ መንፍዓት ኣብ ምብዳህ ሂወት፡ ትምህርቲ፡ እምነት፡ ሕያውነት፡ ሓልዮት፡ ኣተሓሳስባ፡ መልክዕ፡ ዕድመ...ካልእን ኣየነይተን ነታ ኣብ ውሽጥኻ ዘላ ሓሳባዊት ጓል ትመስል ኣስተብህል። ኣብዚ'ውን ብሓደ ወገን እታ ሓንቲ በቲ ሓደ ድማ እታ ካልእ ክበላለጻ ይኽእላ እየን። ብውሽጣዊ ሓሳብ ጥራይ'ውን ዘይክበርሃልካ ይኽእል ይኸውን'ዩ። ህድእ ኢልካ ሕሰበሉ። ፒርዖን ወረቐትን ሒዝካ ኮፍ በል።

ናይ ሓንቲ ካብኣን ጽቡቕን ሕማቕን ጎኒ ዘርዚርካ ጽሓፎ። ጸኒሕካ ኸኣ ናይ’ታ ሓንቲ። ሽዑ ካብ ውሽጥኻ ኣብ ደገ ምስ ወጸአ፡ ዝያዳ ክበርሃልካ ይኽእል እዩ። እዚ ኸኣ ንውሳነ ሓጋዚ ክኸውን ይኽእል እዩ።

በዚ ኾይኑ በቲ ግን፡ ካብ እመት ስድሪ ኣላታ ከም ዝበሃል፡ ካብ ክልቲኣን ሓንቲ ዝያዳ ደሚቓ ክትረኣየካ ትኽእል እያ። ካብ ኩሉ ግን ንዓኻ ዘየጣዕስ ንመጻኢ ሕልምታትካ ትሳነን ጓል ሕሰብ። ሓያል ትኩርነት ስለ ዝሓስብ ከኣ ኰኖ ስምዒት ክትሓስብ ፈትን። እቲ ምንታይ’ሲ ምርጫ መጻምድቲ እምነ-ኩርናዕ ፍሱህ ሓዳር ስለዝኾነ።

# መናውሒ መድሃኒት ኣሰልቺዩኒ

ሕቶ፥ **ተሰካሚ ኤች.ኣይ.ቪ ምኳነይ ቅድሚ ኣርባዕተ ዓመታት’የ ፈሊጠ። ኣብ ፈለማ ኳ ብዙሕ እንተ ዘይተቐበልኩዎ ሕጂ ግን ተረጋጊአስ ድሮ’ኳ መናውሒ መድሃኒት ጀሚረ። እዚ መድሃኒት ቅድሚ ገለ ኣዋርሕ እንድየ ጀሚረዮ፡ በቃ ብዙሕ ዘይሰማምዓኒ። ተምላስን ካልእን ይገብረለይ። ክወሃቦ ከለኹ፡ ብዙሕ መብርሂ ተዋሂቡኒ እኳ እንተኾነ፡ ሕጂ ግን ኣሰልቹዩኒ። ከቋርጾ ይደሊ ኣለኹ’ሞ ክሳብ ክንደይ ሓደገኛ ይኸውን?**

ወደ’ስመራ

መልሲ፥ ዝኸበርካ ወደ’ስመራ፡ ኤች. ኣይ. ቪ ዘይከምቲ ቀደም ንመብዛሕትና ዝመስለና ዝነበረ ቀታሊ ሕማም ኣይኮነን። እንተ ደኣ ብግቡእ ኣሊኻዮን ኣድላዪ ሕክምናዊ ክንክን ጌርካሉን ተራ ንቡር ሕማም እዩ። መናውሒ መድሃኒት፡ ከምቲ ንቡር ሕማም ንዘለዎም ሰባት ዝወሃብ፡ ብሂወት ክሳብ ዘለኻ ወይ ካልእ ፍታሕ ክሳዕ ዝርከበሉ ብቐጻሊ ዝውሰድ እዩ። ምቁራጹ ኣዚዩ ከቢድ ሳዕቤን ከምዘለዎ ነቲ መድሃኒት ቅድሚ ምውሳድካ ዝተዋህበካ ምኽርን ማዕዳን ሞያውያን ምዝካር የድልየካ። እዚ መናውሒ መድሃኒት ሓንሳብ ምስ ጀመርካዮ ዘየቋርጽ መድሃኒት ጥራይ ዘይኮነስ፡ ዋላ ትወስደሉ ሰዓታት’ውን ብጥብቂ ምክትታል የድልየካ። ምናልባሽ እዚ ትብሎ ዘለኻ ናይ ዕግርግርን ተምላስን ካልእ ቀጨውጨውታን ገለ ካብቲ ኣብ ፈለማ ኣዋርሕ ምውሳድ እዚ መድሃኒት ዝረአ ጎድናዊ ሳዕቤን እቲ መድሃኒት ኮይኑ፡ ምስ ግዜ እናተመሓየሸ ክኸይድ ዝኽእል እዩ።

ስለዚ ወደስመራ ብዓቢኡ ብጉዳይ ሂወት ስለንዛረብ ዘለና፡ እሞ ኸኣ እቲ መድሃኒት ኣሽምባይዶ ተቛሪጹ፡ ሰዓታት ኣወሳስዳ’ውን እንተ ተመዛቢሉ ከስዕቦ ዝኽእል ሳዕቤን ቀታሊ ብምኳኑ ኣጸቢቕካ ክትሓስበሉ ኣትረርና ንምሕጸነካ። ብዝያዳ ዝበለጸ ሓበሬታ ንምርካብ ከኣ ናብቲ ዝከታተለካ ዘሎ ሞያዊ ሓኪም ብምቕራብ፡ ምስ ህልው ኩነታት ጥዕናኻ ሰፊሕን ኣዚዩ ሓጋዝን ምኽሪ ክትረክብ ለበዋና’ዩ።

***

## ዓሰርተ ኣለበምቲ ጥቕስታት
## ደል ካርነገ

1. ገዛእ ርእስኻ ድለ። ገዛእ ርእስኻ ኹን። ኣስተውዕል። ኣብዛ ዓለም ሓደኳ ከማኻ ዝበለ የልቦን።
2. ኣብ እዋን ስራሕ፡ ምስ’ቲ ክትሰርሖ ሓሲብካዮ ዘሎኻ ርክብ ዘይብሎም ወረቓቕቲ ካብ ጠረጴዛኻ እለዮም።
3. ኣብ ውሽጣይ ዘሎ ኩሉ ጽቡቕ ነገራት፡ ካብ መጻሕፍቲ ዝረኸብክዎ’ዩ።
4. ዘይቅኑዕ ነቐፌታ ተዘዋዋሪ ሞኾስ ምኳኑ ተገንዘብ። ማንም ንዝሞተ ኽልቢ ከም ዘይሃርም ዘክር።
5. ኩሉ ክትገብሮ እትኽእል ነገር ግበር። ብዝተረፈ ግና ንዝፍነወልካ ቅኑዕ ዘይኮነ ነቐፌታ፡ ዋጋ ኣይትሃቦ። ስሒቕካ ሕለፎም።
6. ጸላኢ ከየፍረኻ ንኣተሓሳስባ ሰባት ክትልውጥ ምስ እትደሊ፡ ሰባት ንዝህብዎ ርእይቶ ኣይተናሹ። ጌጋ ክዝረብ ከሎ፡ እተሰማዕካ ብቐጥታ ጌጋ’ዩ ኢልካ ኣይትቃወም።
7. ሰባት ክፈትዉኻ እንተ ደሊኻ፡ ንሰባት ብልቢ ፍተዎም።
8. ንስኻ እትኣምኖ ነገር ካልኦት ከም ዝኣምንዎ ንምግባር፡ ኩሉ ነገራትካ ብፍቕሪ ጀምሮ።
9. ሰባት ሓሳባትካ ክቕበሉኻ ክትደሊ እንከለኻ፡ ኣቐዲምካ ናይ’ቲ ተቓዋሚኻ ሓሳብ ተረዳእ። ናይ እወታ መልሲ ብዘስዕቡልካ ነጥብታት ጥራይ ዘረባኻ ጀምር።
10. ሰባት ክተሓባበሩኻን ዝደለኻዮ ክፍጽሙልካን ምስ እትደሊ፡ ነቲ ክተሓባበረካ ዝደለኻዮ ሰብ፡ ነቲ ሓሳብ ባዕሉ ከም ዘመንጨዎ ከም ዝመስሎ ግበር።

## ባህልን ስነጥበብን

# ወግዒ ምስ ኣርቲስት
# ኤድዋርዶ ኣርኣያ

**• ብተዓብዮኻ ክንጅምር። ኣበይን ብኸመይን ዓቢኻ? ሽዑ ዝነበረ ጸወታታት፡ ደቂ ግዝውቲ፡ መተዓብይቲ፡ኣጠቓልልካ ኣሕጽር ኣቢልካ ...**

ኣብ ኣስመራ ኣብ ግዛጥንዳ ጥልያን እየ ዓብየ። ብልክዕ ጥቓ እንዳ ኤንሶ ግሮሰሪ፡ ኑበሪ ኣብ ኣፍ ደገ ዝእሰረሉ ዝነበረ ቦታ'ዩ ነይሩ ግዛውትና። ንእስነተይ ምስ መተዓብይትን ደቂ ግዛውትን ከም ኩሉ ኣዘማሪኖ፡ ካብ ናይ ንእስነት ጸወታታት ኣናዳዋ፡ ማይዶ ጸባ፡ ኩዕሶ እግሪ ወዘተ. ኣይፍለይን'ዩ። ብፍሉይ ዝዘከረኒ እቲ ኑበሪ ናይ ግዛውትና'ዩ። ሱብ ስለ ዝለመደ ኣብ ገለ እዋን ንደርዞ፡ ኩዕሶ ብምቅላዕ ነታ ኩዕሶ ንምሓዝ ከም ሓላዊ ማዕጾ ይውርወር ስለዝነበረ፡ ኣመና ይምስጠና ነይሩ።

**• ናይ'ቲ ኑበሪ ዘገርም'ዩ**

እወ። ዳርጋ ዓርክና፡ መተዓብይትና'ዩ ነይሩ። ብሰንሰለት ብጽኑዕ ተኣሲሩ ስለ ዝነበረ፡ ቀራብኻ ክትርእዮ፡ ክትደርዞ ዘጸግም ኣይነበረን። ልዕሊ ሱብ ንዕኡ ኢኻ ትዝክር። ኣብ ሱብ ጠባዩ ደሓን'ዩ ነይሩ። ደማሙ ወይ ኣኻልብ ብጥቃኡ ኣብ ዝሓልፍሉ ግና ኣመና ይርበሽን ይሽርሽርን ነይሩ። ኑቲ ሰንሰለት ከይበትኮ፡ ዋናታት ጽኑዕ ምክትታል ይገብርሉ ምንባሮም እዝከረኒ።

**• ናብ ጉዳይ ትምህርቲ ክንሰግር**

ንእስነተይ፡ ቀልጢፉ'ዩ ብሃገራዊ ስምዒት ተጸልዩ። ሽሕኳ ኣብ ቤት ትምህርቲ ጥልያን እመሃር እንተ ነበርኩ፡ ከምቲ ሽዑ ንበሃሎ ዝነበርና፡ "ወዲ ማማ" ኰይነ ብሕንቃቐ ኣይዓበኹን። ካብ መባእታ ክሳዕ ሳልሳይ ክፍሊ ኣብ ግዛውትና "ኣልፍረዶ ታሊየቲ" ናይ ኦርሶሊነ ዝብሃላ ደናግል ተማሂረ። ራብዓይን ሓሙሻይን ኣብ "ሚከላ ንጀሎ ቦናሮቲ"፡ ሻድሻይ ኣብ "ፍራተሊ ላ ሳለ"፡ ሻብዓይን ሻሙናይ ኣብ "ኣለሳንድሮ ቮልታ" ወይ "ፕሪንቺፔ" ጥቓ ናይ ሕጂ ሚኒስትሪ ትምህርቲ፡ ካልኣይ ደረጃ ክሳዕ 11 ክፍሊ ኣብ "ኢስቲቱቶ ተክኒኮ ቪቶሪዮ ቦተጎ" ናይ ምህንድስና ምስ በጻሕኩ፡ ናብ ሜዳ ተሰሊፈ።

**• እቲ ናይ ሜዳ ክንምለሶ ኢና። ፍሉይነት ናይ'ቲ ትመሃረሉ ዝነበርካ ቤት ትምህርቲ ካብቲ ናይ ካልእ ከመይ ትገልጾ?**

ኣብቲ ቤት ትምህርቲ ብገምጋም 70% ኢጣልያውያ 30% ድማ ኤርትራውያን ኢና ኔርና። ዓይነት ትምህርቲ



ናይ'ቲ እዋን ብዘይ ምግናን ኣዝዩ ፍሉጥን ህቡብን'ዩ ነይሩ። ካብ ቤት ትምህርቲ ጥልያን ዝተመረቐ መሃንድስ ማለት "ጆመትራ" ወይ ናይ ሕሳብ "ራጆኒየረ" ትምህርቱ ውድእ ምስ ኣበለ፡ ብኡ ንቡኡ ብቐጥታ ኣብ ስራሕ ይድለ ነይሩ። ንማእከላይ ምብራቕ ብሕልፊ ንስዑድያ ኣዝዮም ተበሃግቲ ነይሮም።

ኣቦይ ትምህርቱ፡ ስርሑ፡ ኣተዓብብያኡ ኲታስ ኩሉ ሂወቱ ምስ ጠላይን ስለ ዝነበረ፡ ኣብ ዓዲ ጥልያን ከይደ ክምሃር ይደልየኒ ነይሩ። ኣብ ብዙሕ መዳይ መሳርሕቶም ስለዝነበረ፡ ናይ ማህደረ ትምህርቲ ዕድል ክረኽበለይ'ውን ኣይጸገሞን። እንተ ኾነ ቀዲመዮ ናብ ሜዳ ኣምሪሐ። ምኽንያቱ ተቓውሞና

ንመግዛእቲ ካብ ንእስነትና'ዩ ኣብ ቤት ትምህርቲ ፈሊሙ። ቋንቋ ኣምሓርኛ ኣይንመሃርን፡ ምስ'ቶም ጠላይን ፈረንሳ ኢና ንምሃር ኢልና ተቓውሞ ጀማሚርና ኔርና።

## • ናይ ማሕደረ-ትምህርቲ ዕድል ሓዲግካ ኢኻ ንሜዳ ተሰሊፍካ። እንታይ እዩ ነይሩ እቲ ድርኺት?

እቲ ድርኺት፡ እቲ ሽዑ ዝነበረ ዘስካሕክሕ ግፍዕን ጭካነን'ዩ። ስርዓት ኢትዮጵያ (ደርግ) "ዓፋኝ ጓድ" ዝበሃል ፍሉይ ሓይሊ ብምቛም፡ ኣብ ምጽናት ኤርትራውያን መንእሰያት'ዩ ተጓይዩ። ምእንቲ ክፈግዱ ኢሉ፡ ምስምስ እናፈጠረ ሓሓሊቑ ይርሽኖም፡ ናብ ጽርግያ ይድርብዮም ነይሩ። ኩሉ'ቲ ኣረሜናዊ ፍጻመታት ብዓይንና ንዕዘቦ ኔርና። ማእሰርቲ፡ መጭወይቲ፡ ቅትለት፡ ግፍዒ ኣመና በዚሑ። ኣብ ከምዚ ሃዋህው ብዛዕባ ትምህርቲ፡ ኑብሰ-ምዕባለ ክትሓስብ ዝከኣል ኣይነበረን።

## • ቅድሚ ምስላፍካ ኣብ ቃልሲ ዝነበረካ ዝበርክቶ

ብዙሓት መንእሰያት ናይ ከተማ ውዱባት ኮይኖም ንሰውራ ብተዘዋዋርን ብቐጥታን የበርክቱ ነይሮም'ዮም። ኣነ'ውን ምስ ክልተ ደቂ ቤት ትምህርተይ ኣብ 1976 ተወዲብና፡ ናብ ዓዲ ንፋስን ዓዲ ሓወሻን እናተመላለስና ፖለቲካዊ ኣስተምህሮ ቀሲምና። ብጾት ወልደሚካኤል ኣብርሃን ወዲ ልብን ብዘህቡና ዝነበሩ ሓበሬታ ኣብ ጐደናታት ኣስመራ ዝጥቃዕ ወረቐትን መጽሔታትን ሒዝና ብድፍረት ንኣቱ ኔርና። ኣብ ብሎኮታት ኣስመራ ኣብቲ እዋን ዕድመ ዝደፍኡ 'ኣባትጦር' ስለ ዝነበሩ፡ ከነሸክዮም ቀሊል'ዩ ነይሩ። ነኣሽቱ ደቂ 14 - 15 ዓመት ወርጠበታት ስለ ዝነበርና ኸኣ፡ ክንድ'ቲ ኣይንጥርጠርን ኔርና። ድሒሩ ግን ብሎኮታት ኣስመራ እናጸንከረ መጺኡ።

## • ከመይ?

እቶም ኣባትጦር ብዘማች ተተኪኦም። ጉዳይ ኣመና ከቢዱ፤ ልዕሊ ዓቕምና ኾይኑ። ከምቲ ቀዲመ ዝጠቐስክዎ ናብ ዓዜንን ኳዜንን ብምኻድ ኣብ ሜዳ ናይ ምስላፍ ቀዳማይ ፈተነ ፈሺሉኒ። ኣብ መፋርቕ 1977 ምስ ምትሓዝ ከተማታት ብህዝባዊ ሓይልታት፡ ኮነታት ኣብ ትሕቲ ኣፋኝ ጓድ ኣብ ኣስመራን ካልኦት ከተማታትን ኣዝዩ ኣብ ዝጸንከረሉ፡ ንሜዳ ብኸባቢ ሃዘጋ ኣቢለ ወጺአ።

ንሳሕል ክንወርድ ኣብ ዛግር ክንተኣኻኸብ ምስ ኣባላት ጀማሂር ተረዳዲአ። ኣብኡ ሰሙን ምስ ጸናሕና ምብጋስ ኮይኑ። ሽዑ ገና ወዲ 16 ዓመት'የ ነይረ። "ማንጁስ፡ ንስኻ ንቤት ትምህርቲ ሰውራ ኢኻ ክትከይድ። ጀምዓትና ክሳዕ ዝመጹ ኣብዚ ቁሩብ ክትጸንሕ ኢኻ" ምስ በለኒ እቲ ሓላፊ ጽቡቕ ኣይተሰምዓንን። ከም ዕላል ኣብ ቤት ትምህርቲ ሰውራ እንተ ኣቲኻ፡ ኣብኡ ከይተወዛዕካ ነዊሕ እዋን ከም ትጸንሕ ንሰምዕ ኔርና ኢና። ናይ ኩላትና መዘኑ ባህጊ ድማ ቀልጢፍካ ተዓሊምካ፡ ኣብ ሓይልታት ተመዲብካ፡ ዓጢቕካ ናብ ከበሳ ወጺእካ ንደቂ ገዛውትኻን መትዓብይትን ምጽላው'ዩ ነይሩ።

ሽዑ ኣብ ሰምበል ዝነበሩ ብስርሒት ህዝባዊ ግንባር ናጻ ዝወጹ እሰረኛት ኣብ ሰሎሙና ክዕለሙ ተኣኪቦም ኣለዉ. ዝብል ጽንጽንታ ስለ ዝሰማዕኩ፡ ናብኦቶም ከይደ፡ ምስኦም ተሓዊሰ ንሰለሙና ወሪደ። ዓብዪ ዓወት'ዩ ነይሩ ንዓይ። ሰለሙና ምስ ኣተና፡ ተቓውሞ ኣየጋጠመንን። ኦርጊክ ክንመልእ ከለና ጥራሕ፡ "ማንጁስ! እንታይ ደኣ ንቤት ትምህርቲ ሰውራ ዘይከድካ?" ተባሂለ ምስ ተሓተትኩ፡ ድፍር ኢለ፡ "ኪጋደል እምበር፡ ክመሃር መኣስ መጺአ?" ኢለ መለሰሎም። … እዛ ወዲ ደፋር'ያ ኢሎም ተጠራጢሮም። "ክንደይ ክፍሊ ተማሂርካ?" "10ይ ክፍሊ ወዲአ ናብ 11 ክፍሊ ሓሊፈ" ምስ በልክዎም ገሪምዎም። ምእማኒይ ስኢኖም ነይሮም።

ብዘሾነ ታዕሊም ኣትየ። ታዕሊም ኣብ ሰሎሙና ኣዝዩ ጽንኩር'ዩ ነይሩ። ቁሩብ ቁራብ ወዲ ዓኪር፡ ሓንቲ ኣረጊት ጀሪካን መልወሰን ገለ ክልተ ጀሪካን ንመጓረዲ ማይ ምስ ተዓደልካ፡ ከመይ ጌርካ ትሰንክት፡ ከመይ ጌርካ ትነባበር… ናትካ ጥቡብን ምብልሓትን'ዩ። ዕድለኛ እንተ ኼንካ ኣብ ጋንታኻ ጓሶት ዝነበሩ፡ ናይ ብርኩታ ኣሰራርሓ ወይ ኣብ እምኒ ናይ ምስንካት ተሞክሮን ልምዲን ዘለዎም ከጋጥሙኻ ኣለዎም። ብዘሾነ ወዲ ኸተማ ጸጊሕካ፡ ኑቲ ህይወት ክትለምዶ ኣዝዩ ከቢድ'ዩ ነይሩ።

ንግሆ ድሕሪ ከቢድ ታዕሊምን ጉያን ቅድሚ ናብ ፖለቲካዊ ትምህርቲ ምእታውና ኣብ እምኒ ሩባ ዝተሰንከተ ቅጫ ወዲ ዓኪርን ክንዲ ሻሂና ድማ ሱብቈ ወዲ ዓኪርን ንቖርስ ኔርና። መጋቦ ኣብ ንወጻሉ እዋን፡ ንመማቕርቲ ተረፍ መረፍ ምግብና ክበልዓ ዝመጻ ጭራሩ ብመድፈና ኀቢጥና ንሕዘን ኔርና። ድሕሪ ኣዝዩ ቁልጡፍን ብርቱዕን ታዕሊም ምስ ምትእትታው ሶቭየት ሕብረት ኮነታት ሰውራ እናጸንከረ መጺኡ። ተቐላጢፍና ናብ ከበሳ ድሕሪ ምድያብ፡ ብዞግር፡ ሃዘጋ፡ ሕምብርቲ ጌርና ደቀምሓረ ኣቲና። ሽዑ ደቀምሓረ መዋፈሪት ናብ ደቡብ'ያ ነይራ። ሓንቲ ለይቲ ሓዲርና፡ ተወዚዕና። ኣነ ኣብ ብርጌድ 51 ካልኣይ ቦጦሎኒ በጺሑኒ።

## • ናይ ብርጌድ 51 ተመኩሮኻ ከተዕልለና

ሓጺርን ጽንኩርን'ዩ ነይሩ። ምኽንያቱ ኣስመራ ብኹሉ መኣዝን ኸቢብናያ ስለ ዝነበርና፡ ጸላኢ ዓቕሉ ጸቢብዎ ንሸነኽ ግርሁ ስርናይ ጸቐጢ ፈጢሩ ኽፍንጥስ፡ ኣጽዋር ናይ ሶቭየት ዝጓርደሉ እዋን ስለ ዝነበረ፡ ኣብ ኩሉ'ቲ ድፋዓት ተጠንቀቕ'ዩ ነይሩ። ድፋዓትና ቃልዕ ኮይኑ፡ መብዛሕትኡ ኑናይ ውልቂ ድፋዕ ብኹና እምኒ ዝተነድቀ ነበረ። ኣብ ገለ ድማ ካናለ ኾይኑ ክሳዕ ኣፍ ልብኻ ዝበጽሕ ብራኽ ነበሮ። ደብዳባት ጸላኢ ኣብ ዝበርትዓሉ እዋን፡ ኣብ ጥቓና ናብ ዝነበረ ኣጻድፍ እልይ ንብል ኔርና። ኣብቲ ፈለማ ብማንጁስ'የ ዝጽዋዕ ነይረ። ክልተ ቡምባ ዘለዎ ዕጥቂ ተዋሂበ፡ ቀጺለ ናይ ሓደ ንሕክምና ዝኸደ ብጻይ ሓንቲ ብረት ሒዘ።

ሱልጣን ፋፋ ዝፈትዎ ወዲ መስርዐይ'ዩ ነይሩ። ፋፋ ካብ ኣስመራ ዝተሰለፈ ኾይኑ፡ ሕወስን ፍሕሹውን'ዩ። ማዕጓር ስለዝነበረ'ዩ ፋፋ ትብል ሳጓ ለጊቡዎ። ቅድመና ተሰሊፉ ስለዝጸንሐ፡ ለይቲ ይኹን ቀትሪ ኣብ ዝግበር ዝነበረ ናይ ቶኽሲ ምልውዋጥን ደብዳብን ብድፍረቱ ንኹላትና ኣብኑት ይኾነና ነይሩ። ድፍረትን ትብዓትን ካብኡ'የ ተማሂረ። ኣብ ድፋዕ ኣብቲ ፈለማ እዋን ዘማእዘኖ፡ ዘተባብዓኒ ሱብ የድልየካ እዩ።

ድፍረት ኣብ ድፋዕ ተወረሲ'ዩ። ... ዕላል ገድሊ ነዊሕ'ዩ። ኣብዚ እንተ ሕጸርናዮ ክሓይሽ'ዩ።

### • ብዙሓት ስንክልናኻስ ግድን ክተዕልለና ኢኻ። ኣበይን ከመይን እዩ ነይሩ?

ንጸላኢ ካብቲ ከባቢና ግሒጥና እናኸብኰብናዮ ኣነ ኣብ እግረይ ማለት ጥቓ ምሕኩልተይ ከቢድ መውጋእቲ ኣጋጢሙኒ። ድሕሪ ምውዳቐይ ሃለዋተይ ኣጥፊአ ኣብ ሓደ መኻዚኖ ምስ ብዙሓት ውጉኣት ቀዳማይ ረዲኤት እናተገብረልና፡ ተበራብርኩ። ኣብ ደቀምሓረ ምንባረይ ድማ ፈለጥኩ። ካብኡ ብመካይን ናብ ዓላ ዓዲ ረሶ ወረድና። ድሕሪ ወርሒ፡ ንፍልፍል ወረድና። ኣብ ፍልፍል፡ ድሕሪ ኣርባዕተ ወርሒ ሕክምና ምስ ወዳእኩ፡ መውጋእተይ ከቢድ ስለ ዝነበረ ካብ ብሪጌድ 51 ናብ ጽገና ብረት ኤምዳድ ኣብ ደቀምሓረ ተመደብኩ።

ስትራተጂካዊ ምዝላቕ ንምኽያድ ኣብ መደብ ስለ ዝነበረ፡ ኣብ ደቀምሓረ ዝነበረ ማሽነሪታት ፈቲሕኻ ናብ ሳሕል ክሰደድ ዝብል መምርሒ ስለ ዝመጸ፡ ምሸት ምሸት ህዝቢ ምስ ደቀሰ ናይ ዕንጸይቲ፡ ቀርበት፡ ባኒ፡ ፓስታ፡ ወዘተ...ማሺናት ጸዒንና ናብ ደጀን ሳሕል ንሰድድ ኔርና። ካብኡ ናብ ከረን ኬድና፡ ኮንታት ቀልጢፍ ስለ ዝነበረ፡ ኣብ ናቕፋ መምሃሪ ቦታ ተዳልዩልና፡ ኣስታት 60 ዝኾና ስንኩላን ኮናት ናብ ናቕፋ ኣብ ትሕቲ ክፍሊ ማሕበራዊ ጉዳያት ከም ንጥርነፍ ተገይሩ።

ሽዑ ናቕፋ ብሂወታ እያ ነይራ። ኮናታት ሰውራ ናብ ኣዝዩ ርሱን ኮነታት ተሰጋገረ። "ሓደ ስጉምቲ ንድሕሪት ክልተ ስጉምቲ ንቕድሚት"፡ "ንጸላኢ ኣብ ዝጥዕመካ ቦታን ግዜን ምግጣም"፡ ኣበሃላት ናይ ቻይና "እቲ ነዊሕ ጉዕዞ"፡ ወዘተ. ዝብሉ ጭርሖታትን ኣስተምህሮን ንህዝብን ተጋደልትን ይወሃብ ነበረ ።

ሰውራ ኣብ ሓድሽ ናይ ምክልኻል መድረኽ ኣተወ። ንዝተናወሐ ኮናት ተዳሎ ኾነ። ኣብ ኩሉ ክፍልታትን ብርጌዳትን ናይ ባህሊ ኣሃዱታት ብምምስራት ደርፊ፡ ግጥሚ፡ ስነ-ጽሑፍ፡ ስእሊ፡ ንኣገዳስነትን ትርጉምን ስትራተጂያዊ ምዝላቕ ዝምልከት ንህዝብን ተጋደልትን ምንቕቓሕ ከም ቀንዲ ዕላማ ብምውሳድ፡ ውዳበታት ተጀመረ። ኑበስ-ምርኩሳ ብዝያዳ ክድፈኣሉ ጀመረ። ብማእቶታዊ ስራሕ ህድሞታት፡ ድፋዓት ምስራሕ፡ ኣሕምልቲ፡ ፍረታትን ጤለበጊዕን ምፍራይ፡ ምህዞታትን ስንዓታትን ተተባብዐን በዚሐን።

### • ኣብ ሜዳ ናይ ስእሊ ተመኩሮኻ ብኸመይ ከም ዝዓበየ ክትገልጸልና?

መን ንእሽተይ ኣፍልጦ ኣለዎ ተባሂሉ ዳህሳስ ኣብ ዝተገብረሉ እዋን፡ ገለ ብጾት ኤድዋርዶ ኣብ ቤት ትምህርቲ ጣልያን ይምሃር ስለ ዝነበረ ኣፋፍኖት ይህልዎ ይኸውን'ዩ ብምባል ኣብ ናይ ስኣልቲ ጉጅለ ተመረጽኩ።

እቲ ዝገርም፡ ተመዲብኩም ኣለኹም ስራሕኩም ጀምሩ'ምበር፡ እንታይ መሳርሒ የድልየኩም ዝብል ኣርእስቲ ፈጺሙ ዘይሕሰብ'ዩ ነይሩ። ልክዕ ከም ኣብ ፈላሚ ዴስኮት ወዲ ሰብ ካብ ከባቢኡ ማእረሩ ናብርኡ ዝመርሐ ዝነበረ፡ ንሕና ድማ ዳርጋ ንዕኡ ዝመስል ፈላሚ ተመክሮ ኢና የሕሊፍና እንተ በልኩ ምግናን ኣይኮነን።

ሎሚ ሓደ ስነ ጥበበኛ ጽምው ዝበለ ስቱድዮ፡ ሕብሪ፡ ዓለባ መስኣሊ፡ ስታንድ፡ ብራሽ ወዘተ. ካብቶም መሰረታዊ ጠለባቱ'ዮም። ኣብቲ እዋን ግን ከም መኣዲ ከቢብና ገለና ብርእሲ ገለና ብእግሪ ኣብ መሬት ተኾርሚና፡ ኣብ ክንዲ ብራሽ መቐብኢ ናይ ገረብ ጨንፈር፡ ከም መወጽ ናይ ስኒ፡ ኣብ ክንዲ ጸሊም ሕብሪ ካብ ውዳእ ናይ ባተሪ ካርቦን፡ ገለ ሕብራዊ ከኒናታትን ኣቝጽልትን ብምቕጥቃጥ፡ ክይተሓለልና ኑቲ ምሸት ምሸት ብፔትሮማክስን መጋሪያ ሓውን ንህዝብን ስንኩላንን ዘኸቓቕሕን ዘዛንይን ዝነበረ ተዋስኦታት፡ ደርፍታትን ግጥምታትን ዘቐርበሉ መድረኽ ዓቕሚ ዝፈቐዶ ብስእልታት ነወቅቦን ንሓጽሮን ኔርና። ብሓጺሩ ጉዳይ ምጽብባቕ "ሱቲን" ኣባና'ዩ ነይሩ።

### • ንቕጽል

ናቕፋ በሪኽን ቀራርን ስለ ዝነበረ፡ ዛዕዛዕታን ኣሳሓይታን ኑቲ ኣብ መድረኽ ዝተሰቕለ ስእልታት ኣተርኪሶ፡ ኑቶም ናይ ኣቝጽልትን ከኒታታትን ሕብሪ ጠባዮቶም ይቕይሮ ነበረ። ከም ነፋሒቶ ካልእ ዓይነት ሕብርታት ይሕዙ ነይሮም።

ኣብ ናቕፋ ቦምባታት ጸላኢ ብብዝሒ ክዘንብ ስለ ዝጀመረ፡ ኩላትና ስንኩላን ካብ ናቕፋ ብምውጻእ ናብ ገርግር ኣስመራን ዓጻትን፡ ጸኒሕና ድሕሪ ድማ ናብ ጀልሃንቲ ኣምራሕና።



ኖቕሩ ናይ መውዳእታ ዕርዲ ሰራዊትና ብምዃን ትእምርቲ ጽንዓትን ምርብራብን ኮነት። ከይተሓለልና ድማ ኣብ ጀልሃንቲ ብዝያዳ ተጠርኒፍና ስነጥበባዊ ስራሓትና ብዝሰፍሐ ተሞክሮን መሳርሒታትን ዓቕሚ ሰብን ቀጸልናዮ። እቲ ምብልሓትን ጥቡብን እናሓየለ ከደ። ካብ ኀቦታት ዝተፈላለዩ ሕብራዊ ሓመድ ብምቕማም ነቲ ስራሕ እናማዕበልናዮ መጺእና። ኣብተን ጋንታታት ናይ መን ህድሞ ይጽብቐ ኣብ ዝብል፡ ናይ መንደቕ ስእልታት በዚ ናይ ሎሚ ኣጸዋውዓ ሙራለስ ዝዓይነቱ ቅዲ፡ እቲ መናድቕ ተቐቢሉ። ርሱን ቅዱስ ቅንኢ ተፈጢሩ ስለ ዝነበረ፡ ንድፍታትን መማእዘኒ ሓበሬታታትን ኣብ ምሃብ ንዋሳእ ኔርና። ኣብ ጀልሃንቲ ዝተጠረየ ተመክሮን፡ ዝተኻየዱ ስነጥበባዊ ስራሓትን፡ ሓደ ካብቶም ዓበይቲ ድሕሪ ስትራተጂያዊ ምዝላቕ ዝነበሩ ብድሆታት ሰውራ'ዩ'ም።

- **ትሕዝቶ ስራሓትኩም ኣብ ምንታይ ዝተኩረ እዩ ነይሩ?**

ኩሉ ናብ ወተሃደራዊ መዳይ ዘተኮረ'ዩ ነይሩ። ተጋዳላይ ካላሽንን ጋምባለን ዓጢቑ ንጸላኢ እናመከተ፡ ግፍዕታት ጸላኢ፡ ተጋዳላይ ኣብ ድፋዕ ዕጥቂ እናሰፈየ፡ ወዘተ...

- **ካልእከ?**

ሓደ መዓልቲ ካብ ዓበይቲ ሓለፍቲ ንንጥፈታት ጀልሃንቲ ክርኢዩ ምስ መጹ፡ ነቲ ስእልታትና ምስ ተዓዘበ ክሳዕ ሕጂ ኣብ ኣእምሮይ ዘደርስዓ ኣስተምህሮ ሂቡና። "ስነ ጥበብ፡ ስእሊ ኩናት ጥራይ ኣይኮነን፡ ኣብ ገለ እዋን ከኣ'ባ ብዘዕባ ባሕሪ፡ ጸሓይ ዓዕርቡ፡ ቅርጺ መሬት፡ ፍቕሪ፡ መነባብሮ ህዝቢ፡ ወዘተ... ሰኣሉ ኢሉና። እዚ ከም ሓደ ዓቢ መርሓ-ጉደና ኮይኑና። ምኽንያቱ ጌጋ ይመስለና ስለዝነበረ፡ ካብ ከባቢና ኣርሒቕና ክንሓስብ ንኽእል ኣይነበርናን።

ተሞክሮ ስእሊ ወይ ስነጥበብ ካብ ጀልሃንቲ ማለት መደበር ስንክሉላን፡ ኣብ 1882 ኣብ ክፍሊ ዜና ናብ ዓራግ ምስ ተመደብና'ውን ቀጺሉ። ኣብ ክፍሊ ዜና ጨንፈር ምድላው ጽሑፋት ድሕሪ ምምዳብና፡ ኣብ መጽሔታት ጨራ ጥዕና፡ ወተሃደራዊ መጽሔታት፡ ተዓጠቕ፡ ኣካዳሚያዊ ጽሑፋት ወዘተ... ስእላዊ መግለጺታት ኣብ ዘድልየሉ በቲ መባእታዊ ዓቕምና ነዳሉ ኔርና።

ድሕሪ ክፍሊ ዜና፡ ንሓጺር እዋን ምስ ጉጅለ ባህሊ ኢደስርሓት ተመዲበ ነቲ ጉጅለ ባህሊ ዘካይዶ ዝነበረ መሳጢ ምርኢታት ዝሕግዙ ስነጥበባዊ ስርሓት ኣብ ምድላው ተዋሲአ። እቲ ጉጅለ ባህሊ ተልእኾኡ ምስ ዛዘመ ናብ መራፌት ኣምሪሐ።

- **መራፌት እንታይ እያ?**



ኣብ ግዜ ስትራተጂካዊ ምዝላቕ ኩሎም ካብ ጸላኢ ዝተመንዘዑ ማሽነሪታት ተተኺሎም ንሰውራ ዘድልዩ ወተሃደራውን ሲቪላውን ሰንዓታት ተብርኽት ዝነበረት ዓባይ ኢንዳስትርያዊ ትካል'ያ ነይራ። ኣብ እዋን ስትራተጂያዊ ምዝላቕ ኣብ ደቀምሓረ ምሽት ምሽት ንፈትሖም ዝነበርና ማሽነሪታት፡ ኣብኡ ተተኺሎም ስርሖም ከሰላስሉ ጸኒሖምኒ። መራፍት ቦታ ሱዳን ኲይና፡ ኣብ ሰውራና ፍሉይ ተዘክሮ ኣለዋ።

እኽሊ ወዲ ዓከር ካብ ፖርት ሱዳንን ካልኦት ቦታታትን ምስ ተዓደገ፡ ኣብ መራፌት ይኹመር ነበር። ካብኡ ድማ ቡብቐሩብ ንሜዳ ብዓራርብ ኣቢሉ ይኣቱ ነበረ። ኣብ እዋን ሻዱሻይ ወራር መንግስቲ ሱዳን ምስ ደርግ ብምሽራኽ፡ ኣጥምዩ ከጽንተና ነቲ እኽሊ ናብ ሜዳ ከይኣትው ሓለዋ ወተሃደራት ገበረሉ። እንተ ኾነ፡ ኣባላት ኣብ መራፌት ዝነጥፉ ዝነበሩ ክፍልታት መጎዓዝያ፡ ኢደስርሓት፡ ምልክት፡ ምውፋር ወዘተ.ነቲ ኣብ ውሽጢ ርቡዕ ኩርናዕ ዝነበረ ኣእካል፡ ብማእከል እናፎግፎገ፡ ድሕሪ ፍርቂ ለይቲ መካይን ኤንትረ ድምጺ ሞተረ ከይሰማዕ፡ ፎሎ ገይሮም ናብቲ ኩምራ ደፊኦም ብምቕራብ ብዘይ ድምጺ ትስክም ድርብይ ኣቢሎም ድሕሪ ምጽዓን፡ ካብቲ መዓስከር ብዘይ ሙብራህቲ ደፊኦም እናውጽኡ፡ ምእንቲ ከይፍለጥ ነቲ ወሰን ወሰኑ ጥራሕ ሓዲጎም ኩሉ ንሜዳ ኣተወ። ሂወት ሰውራናን ህዝብናን ብምድሓን መስተንክራዊ ስራሓት ዝተፈጸመላ ቦታ'ያ። ክሊማኣ ኣዝዩ ቡዳሂ'ዩ ነይሩ።

ኣብ መራፌት ፓንቶግራፎ ትብሃል ንቕርጽታት ናይ ዕንጸይቲ ተባዚሕ ሓንቲ ማሺን ነበረት። እዛ ማሺን ከም ሰደፍ ብረት፡ ለዓት ብረት፡ ናይ ሃንደሳ መሳርሒታ ተባዚሕ ነበረት። ሽዑ ንሕና ምስ መጻእና ንቓልስናን ብሄራትናን ዘውክሉ ቅርጽታት ኣብ ኣውሊዕ ዕንጸይቲ ኣባዚሕና ክሳዕ ንወጻኢ ንሰደድ ንልእኽ ኔርና። እታ መሳርሒ ኣብ ግዜ ምዝላቕ ካብ ደቀምሓረ ተጻዒና ንሜዳ ዝወጸት እያ።

- **ምድላው ቅርጽታት ብኸመይ ኢኻ ጀሚርካ?**

ቀንዲ ናይ ቅርጺ ተመክሮ ካብ ስነ-ጥበባዊ ብጻይ ፍስሃየ ዘሚካኤል እየ ተማሂረዮ። ንሱ ኣባል ክፍሊ ምንቅቓሕ ጨንፈር ስነ-ጥበብ ኮይኑ፡ ካብ ሜዳ ንመራፌት ንስራሕ ተላኢኹ ይመጽእ ስለ ዝነበረ ብዙሕ ነገራት ብሓባር ሰሪሕና። ኣብ ጉዳይ ስእሊ ድማ ካብ ስነጥበበኛ ሃይለ ብዙሕ'የ ተማሂረ። ኣብ ዓራርብ ድማ ብምዱባት ኣባላት ክፍሊ ምንቕቓሕ ጨንፈር ስነጥበብ ብምዱብ ተማሂርና።

- **ናብ ሜዳ ከመይ ዝበለ ሞያን ፍልጠትን ሒዝካ ወሪድካ?**






ንሜዳ ክብገስ ከለኹ፡ ዕላማይ ኣንጻር ጸላኢ ንኽቃለስ ጥራሕ'ዩ ነይሩ። ብዛዕባ ስነጥበብ ምንም ሓሳብ ኣይነበረንን። ምስ ኣተኽዎ ግና፡ ሰውራ ኩሉ ዝርከቦ ኾይኑ ጸኒሑኒ። ንኹሉ ሞያን ፍልጠትን ጠርኒፉ፡ መኣዝን ዘትሕዝን ኣብ ዘድሊ ጊዜን ቦታን ዘዋስእ፡ ምእኩልን መሪሕነት ዘለዎ ኾይኑ ምስ ጸንሓኒ ደንጽዩኒ።

ወራራት ኣብ ዝጽዕቅሉ ኩሉ ሰብ ኩቲቱ ኣንጻር ጸላኢ ይቃለስን ይምክትን። ኣብ ግዜ ተዛኖ ድማ ቡበዝንባለኻ ትመሃር፡ ተበርኽት። ብወገነይ፡ ከም ሞያዊ ሰኣላይ ክኸውን ከም ዝኽእል ንኑብሰይ ዘእመንክሉ፡ ድሕሪ ኣብ ቤት ትምህርቲ ሰውራ ሞያዊ ትምህርቲ ምቕሳመይ እዩ። ቀድሚኡ ዝነበረ ስራሓት ናይ ፈተነን ኣማተርን እዩ ነይሩ።

- **ብዛዕባ ኣብ ሜዳ ዝፈሪ ዝነበረ ጥበባዊ ስራሓት እንታይ ትብለና? ስእልታትካ ትዝክሮምዶ? ገለ ገሊኦም ክትጠቕሰልና . . .**

ኣብ ሜዳ ኩሉ ስርሓት ስነጥበብ ናይ ሓባር እዩ ነይሩ። ኩሉ ስራሓት ብሓባር'ዩ ዝፈሪ ነይሩ። ናተይ ናተይ ትብለሉ ኩነታት ኣይነበረን። ንኹሉ ኸኣ ተበሪሁካ ኢኻ ትሰርሖ። ትገብሮ ኣበርክቶ ይንኣስ ይዕበ ናይ ሓባር እዩ ነይሩ። ሓደ ሰብ ዝለዓለ ብቕዓት ይሃልዎ፡ ዋላ ዝበዝሐ ዕማም ይዕመም፡ እዚኣ ኣነ'የ ስኢለያ፡ ዝበዝሐ እጃም ናተይ እዩ ምባል ከም ኣንነት፡ ከም ነውሪ'ዩ ዝሕሰብ ነይሩ። ናይ ከምኡ ሓሳብ ዝነበሮ'ውን ኣይነበረን። ክትዝርዝሮም ደኣ'ዩ ዘጸግም እምበር፡ ምዝኻርሲ ትዝክሮም ኢኻ። ኣብ ሰማንያታት ኣብ ዓራግ ኣብ ዝተገብረ ኣኼባ ምስ ጸደቕ'ዩ፡ ናተይ ምባልን ክታም ምግባርን ተጀሚሩ።

ኣብ 1987 ኣብ ፈላሚ ማህረጃን ፈስቲቫል ህዝባዊ ግንባር ሓርነት ኤርትራ ኣብ ዓራርብዩ ተፈጺሙ። እቲ ፈስቲቫል ኣብ እዋን ብረታዊ ተጋድሎ ካብ ዝተኻየዱ፡ ብዓይነቱ፡ ሰፍሓቱን ኣወዳድባኡን ፍሉይ እዩ ነይሩ። ናይ ቅብኣን ቅርጻን ውድድር ከም ዝህሉ ኣቐዲሙ ስለ ዝተሓበረና፡ እኹል ምድላዋት ጌርና ተወዳዲርና። መማዩት ኮሚቴ ድማ ካብ ዩኒቨርስቲ ናይ ሱዳን ዝመጹ መምህራን ነይሮም። ኣብኡ ኣብ ቅብኣን ቅርጻን ክልተ ብልጫታት ተዋሂበ፡ ኣብ ክልቲኡ ድማ ሳልሳይ ተርታ ወጺአ። እታ ቅብኣ ናይ ሓንቲ ብዳዌት ምስሊ ምስ ናይ ኣፋ ዝተሰለመ መሸፈንን ዑንቅታትን ዝወደየት ነበረት። ዋላ ትሸፈን፡ መልክዓ ኣዝያ ጽብቕቲ ከም ዝኾነት ባዕሉ እቲ ተዓዛባይ ኑቲ ዝተሸፈነ ክፋል ናይ ገጻ ብሓሳብ መሊኡ ይምስጥ ነይሩ።

እቲ ኣብዛ ስእሊ ዝተጠቐምክሉ ሕብሪ ናይ ዘይቲ ኾይኑ፡ እቲ ዓለባ ድማ ከረጺት ናይ ፈኖ'ዩ ነይሩ። ኣብቲ እዋን መስኣሊ ካንቫስ ክትረክብ ዘይሕሰብ'ዩ ነይሩ። ገለ ካብቲ ሽዕኡ ዝረኣይዋ ስነጥበበኛታት፡ ብፍላይ ስነ ጥበበኛ ፍስሃየ ዘሚካኤል ነታ ቅብኣ ንኽስእላ ዝገበርክዎ ዓቕሊ ንምግላጽ፡ "ከምቲ ዑመር ሙኽታር ንሰራዊቱ ካብ ድፋዕ ከይሃድሙ ሓንቲ እግሮም ብገመድ ኣሲሩ ዘዋግኦም ዝነበረ፡ ንስኻ'ውን ሓንቲ እግርኻ ኣሲርካ ኢኻ ነዛ ቅብኣ ወዲእካያ" ክብለኒ እዝክር።

እታ ሳልሰይቲ ብልጫ ዝወጸት ቅርጻ ድማ ብዕንጸይቲ ኣውሊዕ ዝተቐረጸት ኮይና፡ ምስሊ ሓንቲ ጓል'ንስተይቲ ቢለን ነይራ።

- **ካብ'ቶም ቀዳሞት ስእልቲ ናይ ሜዳ ብፍሉይ እተድንቖም**

ፈለማ ስዉእ መምህር ሃይለ ወልደሚካኤል ናይ ፈለማ መምህረይን ሕግታት ርሳስን ቀለምን ዘምሃረኒ፤ ብጻይ ስዉእ ሙሴ ኣስገዶም ድማ ብሕልፊ ኣብ ቅርጺ ሱቡትን ምንጽብራቕ ስምዒታት ገጽን ፍሉይ ተወህቦ ነይርዎ፤ ኣብ ብዙሕ ብሓንሳብ ሰሪሕና ኢና። ኣብ ቅርጻ ድማ ፍስሃየ ዘሚካኤል። ስዉእ ሓኽሊ'ውን ሓያለ ኣብኮታውያን ቅብኣታት ገዲፉልና'ዩ። ካብቶም ብቐረባ ምሳይ ዝሰርሑ ዝነበሩ'የ ዝጠቕሰልካ ዘለኹ እምበር ኣብ ስነጥበብ ብረታዊ ቃልስና ዘበርከቱ ኣመና ብዙሓት'ዮም።





- **ስነጥበብ ምስ ባህሊ፡ ታሪኽ፡ ክብርታትን ሃገራውነትን ዘለዎ ምትእስሳር ?**

ባህሊ፡ ታሪኽ፡ ክብርታት፡ ሃገራውነት፡ ባእታታት ናይ ሓደ መንፈሳውን ኣእምሮኣውን መዳይ ኮይኑ፡ ኑቲ ነገራዊ ክዉንነት፡ ግብራውን ዳይናሚካውን ለውጢ ኣብ ምምጻእ ደፋኢ ሓይሊ'ዩ። ፍጻመታት፡ ታሪኽ፡ ጅግንነት፡ ስነ-ምግባር፡ ስነ-ልቦና፡ ብስእሊ፡ ድራማ፡ ፊልም፡ ደርፊ፡ ስነ-ጽሑፍ ወዘተ. ኣቢልካ፡




ይግለጹን ነቲ ሓድሽ ወለዶ ድማ ስነዶም ይገድፉ። ስለዚ ስነጥበብ ሓደ መሳርሒ ናይዚ መስርሕ'ዩ። ሓደ ክፍለጥ ዘለዎ ኮንት፡ እዞም መሳርሒታት ኣብ ገለ እዋን፡ ኮውንነታውያን (Objective) ወይ ድማ ባዕላውያን ማለት (Subjective) ክኾኑ ይኽእሉ። ምኽንያቱ ስነ ጥበብ (Fine Arts) ካብ ሳይንስ ዝፈልዮ ነጥቢ እዚ'ዩ።

- **ካብ ሜዳ ሒዝካዮም ካብ ዝኣተኻ ሞያታት ብፍሉይ እትገልጾ**

ስነ-ቕርጺ'ዩ። ብዓቢኡ ድማ ዝንባለ ስነጥበበን ናይ ምምሃር ባህግን ድሌትን።

- **ስእሊ ምስ ግራፊክስ ሓዊስካ ካብ ምዓስ ክትነጥፈሉ ጀሚርካ?**

ሞያዊ ትምህርቲ ኣብ ቤት ትምህርቲ ሰውራ ድሕሪ ምቕሳመይ'የ፡ ስእሊ ምስ ግራፊክስ ሓዊሰ ክሰርሓሉ ጀሚረ። ረቒቕ ስነጥበብ ማለት "Fine Arts" እንተ ተማሂርካ፡ ግራፊክስ፡ ሞደሊን፡ ኣናቶሚ፡ ስምዒታት ገጽ ወዲ ሰብ፡ ደረቕን ተንቀሳቓስን ስእሊ፡ ቅርጺ፡ ስነ-ጽባቐ፡ ወዘተ. ኣይሕድሱኻን'ዮም። እቲ ቀንዲ ፍልልዩ ኣበየናይ ኢኻ ጸቒጥካ ክትሰርሕ ትደልን ዝንባለኻን እዩ ዝውስኖ። ዋላ ስእሊ'ውን ንገዛእ ርእሱ፡ ኣዝዩ ሰፊሕ ዓውደ ፍልጠት ኮይኑ፡ ብዙሕ ጨናፍር'ዩ ዘለዎ።

ግራፊክስ ሓደ ሰፊሕ ዓውዲ'ዩ። ኣብ ክፍሊ ዜና እንክለና ኣብ 1982 ዝያዳ ከምቲ ኣብ ላዕሊ ዝጠቐስክዎ ኣብ ትምህርታዊ፡ ፖለቲካውን ወትሃደራውን መጽሔታትን ገበራትን ፖስተራትን ዝተኣሳሰሩ ናይ ግራፊክስ ስርሓት ንነጥፍ ኔርና ኢና። ኣብ መጽሔታት ከም ብዓል ሳግም፡ መሪሕ፡ ማሕታ፡ ተዓጠቕ ወዘተ. ኣገደስቲ ፖስተራትን ናይ ገበር ስእልን ብመደብ ይስረሓሎም ነይሩ።

- **ፖስት ካርድ'ውን ተዳሉ ኔርካ ኢኻ**

ኣብ 1994 ኣቢሉ ሓደ ፍሉይ ነገር ተዓዚበ። ኣብ ቅንያት ሓድሽ ዓመትን በዓል ልደትን፡ ፖስት ካርድ ምልውዋጥ ልሙድ እናኾነ መጺኡ ነይሩ። እንተኾነ ትሕዝቶ ናይቲ ግራፊክስ ንባህልን ልምድን ሕብረተሰብና ዝገልጽ ኣይነበረን። ምዕራባዊ እዩ ነይሩ። ብወገነይ ኣብኡ ዘተኮረ መጽናዕቲ ብምክያድ፡ ነቲ ኣሳእል ብመሶብ፡ ስዋ፡ ፋኑስ፡ ድምበዛን፡ ሕምባሻ፡ ጎን፡ መሳርሒ ሙዚቃ (ብዓል ክራር፡ ከበሮ፡ ዋጣ፡ ወዘተ...) ገይረ ብምውህሃድ፡ ምስ ባህልናን ልምድናን ዝኸይድ ፖስት ካርድታት ኣተኣታትየ። ኣዝዩ ልዑል ምትብባዕን ምስጋናን ድማ ረኺበሉ። ድሕሪኡ ብዙሓት ስነጥበበኛታት ክነጥፍሉ ጀሚሮም። ክሳዕ ሕጂ'ውን ብጽቡቕ ይቕጽል ኣሎ።

- **ብኸመይ ኢኻ ተዳልዎ ኔርካ? ሕጂኸ ከመይ ትቕጽሎ ኣሎኻ? (ኣብ ጉዳይ ፖስት ካርድ ኢና ዘሎና)**

መጀመርታ ኩሉ ብኢድ ብናይ ማይ ሕብሪ'የ ዝሰርሖ ነይረ። ድሓር ግን ናይ ኮምፕዩተር ግራፊክስ ምስ መለኽክዎ፡ ናብ ናይ ዲጂታል ስራሕ ሰጊረ። እቲ ስራሕ ከኣ ብኡ መጠን ኣዝዩ ተቓሊሉ ማለት'ዩ። ምስ ምምጻእ ኢንተርነትን ሞባይላትን ሰባት ብቐሊሉ ክራኸቡ ምስ ጀመሩ፡ እቲ ናይ ፖስት ካርድ ስራሕ እናዝሓለ መጺኡ።

ካብኡ ብምብጋስ ድማ ንዝተፋላለዩ ሃገራዊ በዓላት ዝገልጹን ዘማዕርጉን ብቕጽሪ ኣዝዮም ብዙሓት ፖስተራት ሰሪሐን እሰርሕ ኣለኹን።

- **ስእልን ግራፊክስን ኣብ ጽባቐ ደረቕን ተንቀሳቓስን ስእልታት**

ሎሚ ግራፊክስ ምስ ምምዕባል ማሕተም፡ ደረቕን ተንቀሳቓሲ ስእልታትን ናብ ዲጂታል ሰጊሩ ይርከብ። ካብ ዕለት ናብ ዕለት ሞያዊ ብቕዓት ዝድልዮም ሓደስቲ ሶፍትዌራት ይመሃዙ ኣለዉ። ምስኡ ምጉዓዝ'ዩ።

- **ኣብ ስነጥበብ ተክኖሎጂ ምጽንባሩ ከመይ ትርእዮ?**

ነቲ ስራሕ ኣመና ኣቃሊልዎ ስለ ዝኾነ ዝተባባዕ'ዩ። ኣመና እናተራቐቐ ካልእ መኣዝን ይሕዝ ስለዘሎ ኸኣ የሰክፈካ እዩ። ብዝኾነ ዕቱብ መጽናዕቲ ዝድልዮ እናኾነ'ዩ ዝመጽእ ዘሎ። ቡብእዋኑ ዝመሃዘን ዝምዕብልን ዘሎ ዲጂታላዊ ተክኖሎጂ ብሕልፊ እዚ ሰብ ሰርሖ-ብልሒ (Artificial Intelligence) ዝበሃል ፍጹም መትሓዚ'ዩ ተሳኢንዎ ዘሎ። ጉዳይ ኣተሓሕዛኡ ዋላ ቡተን ዝማዕበላ ሃገራት ኣዝዩ ኣከራካሪ እናኾነ'ዩ ዝመጽእ ዘሎ። ኩሉ'ቲ ናይ ሰብ ብልሒ፡ ጥበብ፡ ምብላሓት ናብ ኣርቲፊሻል ይቕየር ኣሎ። እቲ ሓንጎል ሰብከ እንታይ እዩ ክሰርሕ? ብዝኾነ ኣብ መወዳእታኡ እንታይ ክስዕብ'ዩ ሓቢርና



ክንርእዮ ኢና።

• ስራሕ ዲጂታል ዝሓቶ ዓቕሚ

ኮይ ናይ ዲጂታል ስራሕ ከም ኮምፒተር ዝሰርሖ ብምሕሳብ ኮይ ስራሕ ዘቃልልዎ ኣለው። ኣብ ውሽጡ ምስ ኣተኹ ተክኖሎጂን ስጥዑበን ኮብሶም ዝሽኣሉን ነንሕድሕዶም ዝጸላለዉን ዝዘመዱን ሞያታት'የም።

ስእሊ ብዙሕ ቅድታት'ዩ ዘለዎ፡፡ ንኣብኑት፡ ቀብእ እንተ ኢልና፡ ኮብሱ ዝሽኣለ ቅዲ'ዩ። ብዘወሳኺ ቅዲታት ስጥዑበ ምስ ግዜ ኣዛሚደካ ክረኣይ እንከሎ፡ ከም Realism, Impressionism, Surealism, Modern Art, Abstract, Contemporary እናተባህለ ምስ ማሕበረ-ቑጠባ ሕብረተሰባት እናማዕበለ፡ ዳይናሚካዊ ለውጥታትን ተሞክሮታትን እናደለበ ይምዕብል።

ግራፊክስ እንተ ኢልና ድማ ናቱ ነጸብራቕ ሃልዩዎ፡ ጆመትርያዊ ቅርጺ፡ ስእልን ጽሑፍን ዘለዎ ደረቕን ተንቃሳቓስን ክኸውን ይኽእል። ከም ፖስተራት፡ ፖስት ካርድ፡ ሎጎታት፡ መወዓውዒታት ወዘተ. ድማ የጠቓልል።

ግራፊክስ ምስ ምምዕባል ኮምፒተራት፡ ዲጂታላዊ ማሕተምን ሶፍትወራትን ኣብ ክልተ ክፈልካ ክርአ ይከኣል። ራስተርን ቨክቶርን "Ruster & Vector"። ራስተር ክንብል እንከለና ንኽሶም ደረቕ ስእሊ ኣብ በዓል ፎቶሾፕ ሶፍትዌር ጌርካ ግራፊካዊ ስራሕ ክትሰርሕ እንከለኻ'ዩ።

ቨክቶር ግራፊክስ ድማ ብበዓል ኣዶብ ኢላስትረተር ጌርካ "Resolution Free" ማለት ዓቕኑ ክትዕብዮ እንከለኻን ንማሕተም ክትሰዶ እንከለኻ፡ ኢንዳስትርያዊ ደረጃ ሃልዩዎ፡ እቲ "Resolution" ዘዋጉድል ዓይነት ግራፊክስ'ዩ። ኩሉ ተወራራረሲ ኾይኑ፡ መዓስን ብኸመይን ትጥቀመሉ ምፍላጥ፡







እቲ ኣገዳሲ ነገር'ዩ።

• ግደ ስእልን ግራፊክስን ኣብ ጽጥቐ ደረቕን ተንቃሳቓስን ስእልታት

ስእልን ግራፊክስን፡ ደረቕን ተንቀሳቓሲ ስእልታትን ኣብ ሓደ ምዳብ ናይ ረቂቕ ስነ-ጥበብ'የም ዝኣትወ፤ "Fine Arts" ድማ ይብሃሉ። ኣብቲ ሓሳባዊ መዳይ ምንም ፍልልል የብሎምን። ምኽንያቱ፡ እቲ ዕላማን ኣገዳስነቶምን ሕድ'ዩ። ብሓፈሻኡ ወዲ ሰብ ሓሳባቱ፡ ምህዞታቱን ራእይታቱን ኮታስ ኹሉ እቲ ሓደስቲ ሓሳባቱን መንፈሳዊ ድልየታቱን ለውጥታቱን ከም መሳርሒ ዝዋም ባእታታት ይጥቀመሎም።

እቲ ቐንዲ ፍልልያቶም እቲ መሳለጥን ቀንድን ማለት "Medium & Style" እዩ። ኩላቶም ድማ ነንሓድሕዶም ተደጋጊፎም ብዘይ ተናጸል፡ ኣብ ዝኸሳ ምህዞን ሰንዓን፡ ፈጠራን ዛንታን ናብ ተዓዛቢ ይቐርቡ።

እቲ ወሳኒ እቲ ስለሰ ጎድናዊ ማኣዘን'ዩ። ቀዳማይ እቲ ፍርያት ወይ ትሕዝቶ፡ ካልኣይ እቲ ኣፍራያይ፡ ሳልሳይ ድማ እቲ ተዓዛቢ ብኸመይ ይትንትኖን ይቕበሎን፡ ማለት ደረጃ ንቕሓቱን ዝኑበረሉ ከባቢን ዘለዎ ማሕበረ ቁጠባዊ ምዕባለን ወሳኒ'ዩ።

• ግራፊክስ ክይከኣልካ ኣርታዒ ተንቀሳቓሲ ስእልታት ክትከውን ይከኣልዶ?

ክልተ ዓይነት ግራፊክስ'ዩ ዘሎ። እቲ ቀዳማይ ናይ ግድን ምስ ኣርትዖት ትምሃሮ ኣብቲ ሶፍትወር ናይ ኣርትዖት ተሓዊሱ ዝርኸብ'ዩ። ከም ኣርእስቲ፡ ዝርዝር ስማት ናይ ሰባት፡ ናይ ጽሑፍ ሓበሬታታት ኣብ ስእሊ ወዘተ. ናይ ግድን ኣርታዒ ክፈልጦ ዘለዎ'ዩ። ኣብዚ ዘረባ የለን።

እቲ ሓደ ሞያዊ ግራፊክስ ኮብሱ ዝሽኣለ ኾይኑ ናቱ ፍሉይ ሶፍትወር ጌርካ ዝስራሕ'ዩ። እቶም ሶፍትወራት ብዙሓት'የም። ከም "Adobe after effects, Adobe illustrator, Adobe photoshop)፡ ኣብ ሰለስተ ጎድናዊ ግራፊክስ ድማ "Maya፡ 3D Max, Blender, ወዘተ... ። ነዚኦም እንተ ፈሊጥካ ኣርታዒ ካብ ምኻን ክኢላ ግራፊክስ ክትከውን ይሓይሽ። ምኽንያቱ እቲ ሞያ ናይ ካልእ'ዩ። ዓቕምን ግዜን እንተ ሃልዩካ ግና ከም ካልኣይ ሞያ ምትሓዙ ይከኣል'ዩ። ስለዚ ኣብ መደምደምታ ግራፊክስ ናቱ ሰፊሕ ሞያ ዘለዎ ዓውዲ ስለ ዝኾነ ዋላ እንተ ዘይከኣልካዮ ኣርትዖት ጥራይ ተማሂርካ ኣርታዒ ክትከውን ትኽእል ኢኻ።

• ኣብ ምዕባለ ፊልምታትናን መዚቃዊ ክሊፓት ቪድዮን ኣመልኪትካ ኣብ መራኸቢታትን ኣዳራሻ ዳዕሮ ሃማመተኤን ህዮባዊ ሓሳባት ተቕርብ ኔርካ ኢኻ? መንቀሊ ናይቲ ተበግሶን ወገን እንታይ እዩ?

መንቀሊ ናይ ህዮሳ ክሊፓትና ብቐንዱ ተበግሶ ብብዙሓት መኣዝን ይመጽእ ስለ ዝነበረ፡ መብዛሕትኦም ሰኣልቲ፡ ኣርታዕቲ፡ ዳይረክተራት መዚቃዊ ክሊፓት ኣፍሪዮም ኣብ መስኮት ተለቪዥን ብብዝሒ ክቃላሕ ጀመረ። ገሊኡ ናይ ብሓቂ ብሞያውያን ዝተሰርሐ፡ ገለ ጽቡቕ ኣንፈት ብዘለዎም፡

ገለ ድማ ብስምዒትን ድልየትን ተደሪኾም ብዙሕ ሞያዊ ፍልጠትን ሓበሬታን ዝነደሎም ጉጅለታት ነይሮም። ስለዚ ካብ ክሳራታት ናይ ገንዘብ፣ ግዜ፣ መሳርሒ ወዘተ. ንምድሓን ናይ ብሓቂ ሓበሬታን ሞያዊ ምኽርን ንምሃብ'ዩ ነይሩ እቲ መንቀሊኡ።

ሙዚቃዊ ክሊፕ ኣዝዩ ጸላዊ፣ ብተዓዘብቲ ብፍላይ ብመንእሰያት ዓቢ ተቐባልነት ዘለዎ ኣዛናይን፣ ኣነቓቓሕን ስራሕ'ዩ። ስለዚ ነዞም ሙዚቃዊ ክሊፓት ኣብ ተዓዘብቲ ቅድሚ ምቕራቦም፣ እንታይ ክግበር ከም ዘለዎ፣ ወይ ድማ ኣበየናይ እዩ እቲ ቐንዲ ጉድለት፣ ከመይ ጌርካ ይፍወስ ንዝብሉ ዘተታት ንምኪያድ'ዩ ነይሩ እቲ ቀንዲ ዕላምኡ።

ሙዚቃዊ ክሊፕ ድምር ውጽኢት ናይ ብዙሓት ሞያውያን'ዩ። ድምጻዊ፣ ዳይረክተር፣ ሙዚቀኛታት፣ ደረስቲ ሕደማን ዜማን፣ ናይ ስነጽባቐ፣ ናይ ኣልባሳት፣ ናይ ሳዕስዒት ክኢላታት ወዘተ. ዝሳተፍዎ ረቒቕ ናይ ስነ-ጥበብ ስራሕ'ዩ። ነዞም ሞያታት ብሓደ ውህደትን ዕላማን ጠርኒፍካ ንልቢ ተዓዘብቲ ዝምስጥ ስራሕ ኩተቕርብ ቀሊል ኣይኮነን። ካብ ብዙሓት ተዓዘብትን ሞያውያንን ክሳዕ ሕጂ ብጽቡቕ ይዝክርዋ'ዮም። ብዙሓት ሞያውያን ናይዚ ዓውዲ'ውን ኣብ ስራሓቶም ጠቓሚ ሞያዊ ሓበሬታ ይረኽቡላ ምንባሮም ይሕብሩኒ ነይሮም'ዮም።

ከም ዝዝከር፣ ኣብ ኣዳራሽ ዳዕሮ ንመማይት ኮሚተ ፊልምታት ወኪለ ተዓዲመ ነይረ። ገለ ስራሕቲ ፊልም፣ በታ ኮሚቴ ዝውሃብ ዝነበረ ናይ ጽሩራ ውጽኢት ዕጉባት ኣይነበሩን። ንኣገባብ ኣመማምያ ሙብርሂ ንምሃብ'ዩ ነይሩ እቲ ቐንዲ ዛዕባ። ኣብታ ኮሚቴ ሸሞንተ ኣባላት ኔርና። ንሓንቲ ፊልም በብውልቅናን ብእኩብን ድሕሪ ምዕዛብ ደረጃ ነውጽእ ኔርና። ዝርዝር ገምጋም ናይ ነፍሲወከፍ ዝረኣናያ ፊልም ኣብ ጋዜጣ ይወጽእ ነይሩ። ስነድ ድማ ንዋና ስራሕን ንባህላዊ ጉዳያት ህግደፍን ይወሃብ ነይሩ።

• **ርእይቶ ስራሕቲ ፊልም ኣብታ ኮሚቴ ከመይ ነይሩ?**

ሙብዛሕትኦም ዕጉባት'ዮም ነይሮም። ቡቲ ዝተዋህቦም ደረጃ እንተ ዘይዓገቦም፣ ናብ ኮሚቴ ቀሪቦም ፊት ንፊት ምስ'ታ ኮሚቴ ክዘትዩን ክካትዑን ዕድል ይኽፈተሎም ነይሩ። ኮሚቴ እታ ንመመያ ዝቐረበት ፊልም ብኹሉ መዳያ ዘይብቕዐ ኾይና እንተ ረኺብዋ፣ ህዝቢ ክርእያ ብቕዕቲ ኣይኮነት ኢሉ ክሳዕ ናይ ምግላፍ ስልጣን ነይርዋ። ኣብቲ እዋን ብዙሕ ተሞኩሮ ተቐሲሙ'ዩ ብዘይ ቀለዓለም።

እቲ ካልኣይ ኣጋጣሚ ኣብ ኣዳራሽ ዳዕሮ ዝተኻየደ ሓባራዊ ዘተ፣ ብዛዕባ ሙዚቃዊ ክሊፓትና በጺሕዎ ዘሎ ደረጃ፣ ምዕባለ፣ ጽልውኡን ኣብ ተዓዘብቲ ዝሕድሮ ዘሎ ተቐባልነትን ኣብ ዝብል'ዩ ነይሩ። ካብ ሓርነታዊ ቃልስና ክሳዕ ዘመን ዩትዩብ፣ ብኣብነታት ብስላይድ ፕሮጀክተር ክቐርብ ተፈቲኑ። እቲ ዘተ ንተዓዘብቲ ከም ዘዕገበን ኣብ ካልእ ኣጋጣሚ ዝሰፍሐ ግዜ ተዋሂብዎ ክዝተየሉን ዝጠልብ ምንባሩ እዝክር። ከምዚ ዝበለ ኣጋጣሚ ኣብ ሓድሕዳዊ ተመኩሮ ኣብ ምልውዋጥ ሓጋዚ ስለዝኾነ፣ ንሃማመተኤን ወደብቱን ልዑል ምስጋና ይግብኦም።

• **ሓደ ስራሕ ፊልም ክፈልጦ ዘለዎ መሰረታዊ ነገራት እንታይ እዩ ትብል?**

ናይ ምህርቲ መሳልላት'ዮም፤ "Production stages" ይበሃሉ። ንሳቶም ሰለስተ'ዮም፥

1. ቅድመ-ምህርቲ "Pre-Production"
2. ምህርቲ "Production"
3. ድሕረ ምህርቲ "Post-Production"

ንሓደ ፊልም ነዞም ሰለስተ መሳልል ተኸቲልና እንተ ሰሪሕናዮ ናይ ምዕዋት ተኽእሎና ዝለዓለ'ዩ። ፊልም ብባህሪኡ መጽናዕቲ፣ ዕላማ፣ ባጀት፣ ውጥን፣ ውዳበ ንብዙሓት ሞያውያን ናብ ሓደ ዕላማ ጠርኒፍካ ምስራሕ፣ መሃዝነት፣ ተክኒካውን ክልሰ-ሓሳባውን ሞያውን ብቕዓታት ወዘተ. ዝሓትት ኮይኑ፣ ኣብ መወዳእታ ከምቲ ክብደቱ ዓውቱ ኣብ ተዓዘብቲ ዓብዪ ጽልዋን መኽሰብን ኣለዎ።

በንጻሩ ነዞም መሳልል ከይተኸተልና ብሸለልትነት እንተ ሰሪሕና፣ ፊልም ንምስራሕ ብባህሪኡ ዓብዪ ባጀት ስለ ዝሓቲና፣ ሰፍ ዘይብል ክሳራታት ኪጋጥመና ይኽእል። ናይ'ዚ ዓወት ወይ ክሳራ ሓላፍነት ዝስከም እቲ ነታ ፊልም ንምስራሕ ዝተመርጸ ዳይረክተር'ዩ። በዚ ምኽንያት'ዩ ኣብ ምምራጽ ሓደ ዳይረክተር ጥንቃቐ ዝሓትና። ብቕዓት ዳይረክተር ኣዝዩ ወሳኒ'ዩ።



• **ስራሕ ፊልም ዝሓቶ ዕጥቅታት**

ብቐዳምነት እንታይ ዓይነት ፊልም? ብዙሕ ዓይነታት ፊልምታት'ዩ ዘሎ። ካብ 22 ደቒቕ ንላዕሊ ንውሓት ዘለዎም ኣብቲ ምዳበ ናይ ፊልም ንውሓታት ይኣትዉ። ቀጺልና ትሑት ባጀት፣ ወይ ልዑል ባጀት ክንብል ንኽእል፣ Documentary film, Feature Film, Television series Film, Big screen film ወዘተ. ብልምዲ ንዝኾነ ትሕዝቶ ዛንታ ዘለዎ ተንቀሳቓሲ ስእሊ ፊልም ይበሃል። እንተ ኾነ ግን፣ ኣብቲ ምዳበ ክንኣቱ እንከለና፣ ናይ ብሓቂ ፊልም ዝበሃል እቲ "Industrial resolution" ወይ ንጻረን

ናይ ካመራታት ኑቲ ፊልም ዝስእላ፤ መጠነ ስፍሓት ናይ ባጅትን ካልኦት መሳርሒታት ይውስኖ። ብ8MM, 16MM, 35MM, 45MM CAMERA ወይ VHS , Mini DV, DSRL ካመራ፥ ኮታስ እቲ Format እንብሎ ወሳኒ'ዩ። ብትሑት ደረጃ ንጻረ ካመራ ዝተሳእለ ዛንታ ዝሓዘ ተንቀሳቓሲ ስእሊ "Videography" ክበሃል ይከኣል፤ ማለት "Television Resolution" ምስኡ ብምዝማድ ድማ ትሑት ባጀት ከም ዘለዎ ርዱእ'ዩ ወዘተ.

ሰራሕ ፊልም ዝሓቶ ዕጥቂ ብበዙሕ መዳይ ክግለጽ ይኽእል፥

1. ተዋሳእቲ( PERFORMERS)

2. ናይ ተክኒክ ኪኢላታት (CREW)

3. መዋሊን ደራሲን፤ ናይ ምሕደራ ኣካላት (PRODUCTION TEAM)

ቡቲ ዝተሓተ ናይ ዓድና ፊልም ንምስራሕ ዘድሊ ዕጥቂ ክንርኢይ እንክለና፥

1. ተንቃሳቃሲ ስእሊ ካመራ DSRL ብዘወሓደ HD (1080-1920) ወይ 4K UHD (ባጀት እንተሎ 8K UHD) ንጻረ ዘለዋ። ብዙሓት ናይ ፊልም ካምፓኒታት እቲ "Industrial Resolution" ማለት 35MM ወይ ልዕሊኡ ዘለዎ ንጻረ ካመራታት ክቡሪ ግዜን ስለ ዝወሰደ፡ DSRL 8K UHD ካመራታት ብምጥቃም ናብ ኮምፕዩተር ብቐሊሉ ብምጽዓን ሰራሓተን ብቐሊሉ የሰላስላ።

2. ናይ ድምጺ መሳርሒታት፡ ማይክሮፎናት

3. ናይ ብርሃን መሳርሒታት

4. ናይ ኣርትዖትን ግራፊክስ ኮምፕዩተር

5. ናይ ኤለትሪክ ኢንጂነር

6. ናይ ኣልባሳት ክኢላ

7. ናይ ሰነ-ጽባቐ ክኢላ

8. ሴት ዲዛይነር

9. ናይ ሳዕስዒትን ምንቅስቓስን ክኢላ

10. ኣርት ዳይረክተር

11. ዳይረክተር

12. ፕሮዳክሽን ማናጀር

13. መዋሊ

14. ደራሲ

15. ጸሓፊ ስክሪፕት (Screen Play Writer) ወዘተ.

እዚ እቲ ኣዝዩ ዝተሓተ ዕጥቂ ክበሃል ይከኣል። እቲ ባጀትናን ስፍሓት ሰራሕናን ስለዝውስኖ፡ እቲ ዕጥቂ ካብዚ ዝተሓተ ወይ ዝለዓለ ክኸውን ይኽእል። ንመረዳእታ ምእንቲ ክኾነና፡ ኣብ ኢንዳስሪያል ፊልምታት እንተ ተዓዚብና፡ ኣብ መፈጸምታ ስማት ሰራሕቲ ምስ እነንብብ፡ ብዘይ ምግናን ልዕሊ ሚእቲ ክኢላታት ከም ዝተሳተፍዎ ኢና ንዕዘብ።

- **ግደን ተራን ኣላዪ (ዳይረክተር) ኣብ ሰራሕ ፊልምን ስእላዊ ክሊፓትን ካልእን ክትገልጸልና። ቅሩብኳ ትንክፍ ኣብልካያ ኔርካ ኢኻ።**

ዳይረክተር ወሳኒ'ዩ። ራእዩ፡ ምሃዘኦት፡ ትኹረት ዘለዎ'ዩ። ንነገራት ኣሰፊሑ ብኹሉ መኣዝን ዝርኢ፡ ዘስተብህል'ዩ። ንዝተዋህቦ ጽሑፈ-ድርሰት (Script) ወይ ዛንታ ናብ ስእላዊ ምርኢት ተንቲኑ፡ ልብን ስምዒትን ተዓዘብቲ ዝዕንግል ወናኒ ልዑል ተክኢካዊ ብቕዓት'ዩ። ንኹሎም ኣብቲ ሞያ ዝሳተፉ ክኢላታት መሪሑን ኣወሃሂዱን፡ ርእይቶኦምን ሓሳባቶምን ሸለል ከይበለ ሰሪሑ ዘስርሕ ብዓል ሞያ'ዩ። ዳይረክተር ነዚ ዝተገልጸ ክዓምም እንተ ኾይኑ፡ ኣብቲ ሞያ ንዝዊሕ ዝሰርሖ፡ ናይ ስእሊ፡ ኣርትዖት፡ ድርሰት፡ ሲነማቶግራፊ ወዘተ. ትምህርቲ ዝቐሰመን ዝበሰለን ክኸውን ዝያዳ ተመራጺ እዩ።

- **ጉዳይ ስእልን ኣርትዖትን**

ክልቲኦም ተሳኒዮምን ተዋሃሂዶምን ዝዓዝዙ ባእታታት ናይ ፊልም'ዮም። ስእሊ ኣብ መስርሕ ምድላው ፊልም ዝተፈላለዩ ጌጋታትን ድግምጋምን ፈተነታት ዝመልአ'ዩ። ተዋሳእቲ ምስ ዝጋገዩ፡ ስርዓተ ብርሃን ምስ ዝጸልምት ወይ ኣዝዩ ምስ ዝበርህ፡ ስርዓተ ድምጺ ምስ ዝጎድል፡ ወይ ካብ መጠን ንላዕሊ ዓው ምስ ዝብል፡ ንኣማራጺታት ተባሂሎም ብዙሓት ቅላዓት ምስ ዝውሰዱ፡ ናይ ሰኣላይ ጌጋታት ምስ ዝህልዉ፡ ፊልም ብቕደም ተኸተል ስለ ዘይሰኣል፡ ወዘተ...

ኩሎም እዞም ፍጻመታት ግድነታውያን ተርእዮታት ስለ ዝኾኑ፡ ኣርታዒ ነዞም ጌጋታት ኣሪሙ፡ ንተዓዘብቲ ሓደ መስርዑ ዝሓዘ ዋሕዝን ንጻረን ዘለዎ ስእልን ንጹር ድምጺ ዘለዎ ዛንታን ንተዓዘብቲ የቕርብ። እዞም ክልተ ሞያውያን ቅድሚ ስእሊ ምጅማሩ ኑቲ (Shootting Script) ብሓባር ብምርኣይ፡ ኑቲ ኣማራጺታት ዘትዮም፡ ጉድለታት ብምውሓድ ድልየታቶም ብምንጻር፡ ኑቲ ነዊሕን ኣድካምን ሰራሕ ናይ ኣርትዖት ብምቕላል እቲ ሰራሕ ዝያዳ ዕላምኡ ከም ዝሃርም ይገብሩ።

ገለ ፍሉያት ደይረክተር ዘይተራእዮም ሲናት ወይ ቅላዓት፡ ሰኣላይን ኣርትዒን ብምርድዳእ ኣቐዲሞም ተሰማሚዖም ብናይ ዳይረክተር ኣፍልጦ ኣዝዮም ብሉጻት ኑቲ ፊልም ዘሰጉሙ ውጽኢታዊ ነገራት ክገብሩ ይኽእሉ።

- **ተዋሳእቲ ኣብ ሰራሕ ፊልም ክገብርዎ ዘምቦእ ጥንቃቐታት**

ተዋሳእቲ እቶም ቀንዲ ምስ ተዓዛባይ ብቐጥታ ርክብ ዘለዎም ባእታት ናይ ሓደ ፊልም'ዮም። ኑቲ ፊልም ዝሓቶ ጠባይ፡ ንምምሳል ብዳይረክተር ተመሪጾም፡ ተዓሊሞምን ተለማሚዶምን ኑቲ ዝተዋህበዎ እጃም ይዋስኡ።

ተዋሳእቲ፡ ገለ ቀንዲ፡ ገለ ተቀናቓኒቲ፡ ገለ ተሓጋገዝቲ ወዘተ. እዮም። ተዋሳእቲ ኣብ ርእሰ'ቲ ባህርያዊ ናይ ምውሳእ ተውህቦኦም ሞያዊ ትምህርቲ ናይ ምውሳእን ናይ ሲነማቶግራፍን ዝወሰዱ ምስ ዝኾኑ፡ ዝያዳ ይምረጹን ተቐባልነት ይህልዎምን።

- **ስነምግባር ተዋሳእቲ**

ሓደ ፊልም ብኹሉ መስርሓት ሓሊፉ ምስ ፈረየ፡ ተዓዛቢ ምስ ተዋሳእቲ እዩ ርክቡ። ብመገዲ እቲ ዝፍረየ ፊልም ኣብ ነፍሲወከፍ ቤት ስለ ዝኣትው፡ ምስ ሕብረተሰብ ቅርበትን

ዝምድናን ይፈጥረሎም። እቲ ሕብረተሰብ ድማ ብመንጽር ዝወሃቦም ገጸባህርን ዘንጸባርቖዎ ኣወሳስኣን ይፈልጦምን የኽብሮምን። ስለዚ ተዋሳእቲ ነዚ ፈሊጦም፡ ኣካይዳኦም ከመዓራርዩ ይግደዱ'ዮም። ካብ ክብርታት ናይቲ ሕብረተሰብ ወጻኢ ስነምግባር እንተ ኣንጸባሪቖም፡ ልዕሊ ኻልኦት ቀልጢፉ'ዩ ዝጋዋሕን ዝናኦም ዝጎድልን። ግዝኣርእሶም ጥራሕ ዘይኮነ ንኽብርታት ናይ'ታ ፊልም'ውን የሕሲ'ዩ። ስለዚ ስነ-ምግባራውን ሞራላውን ዲሲፕሊን ናይ ሓደ ሕብረተሰብ ከኽብሩ ግዴታ ኣለዎም። ምኽባር ግዜ ኸኣ ብዓቢኡ።

### • ክስዕሩሉ ስነምግባር ኣብ ዓለም ስነጥበብ ብሓፈሻ

ስነምግባር ኣብ ስነጥበባዊ ፍርያትና ኣዝዩ ኣገዳስን ወሳንን'ዩ። ምኽንያቱ ጽልዋ ስነጥበብ ኣብ ሕብረተሰብ ብሓፈሻ ኣብ መንእሰያት ከኣ ብፍላይ ልዑል ጽልዋ እዩ ዘለዎ። መንእሰያት ኣብ ፊልምታትን ሙዚቃዊ ክሊፓትን፡ ካልኦት ፍርያት ስነጥበብን ዝርእይዎን ዝሰምዕዎን ከም ቅቡልን ፋሽንን ገይሮም ስለዝወስድዎ፡ ኣብ ግብሪ ክፍትንዎን ክገብርዎን ይደልዩ እዮም። እቲ እወንታዊ፡ መሃርን ኣዘናጋዕን ተርእዮታት፡ ዘሰክፍ ኣይኮነን። እቲ ቀንዲ ጥንቃቐ ክግበረሉ ዘለዎ ተርእዮታት፡ ካብ ባህልና፡ ክብርታትናን ስነምግባርናን ወጻኢ ዝኾነ ኣነወርቲ ዝኾኑ ጠባያትን ጽልዋታትን ምውጋድ'ዩ።

እቶም ቀንዲ ኣብ ስነጥበብ ጥንቃቐ ክግበረሎም ዘለዎ ጠባያት፡ ብፍላይ ኣብ ተዋሳእቲ፡ ደረፍቲ፡ ናይ ስነ-ጽባቐን ኣልባሳትን ዝግበር ሞደላት'ዩ።

ሽሕ'ኳ ስነጥበብ ብባህሪኡ ገሲጋስን ንሓደስቲ ሓሳባትን ጠባያትን ዘማዕብል፡ ዝድህሰስን ዘማእዝንን እንተኾነ፡ ብዋጋ ናይ ኣሉታዊ ጽልዋታት ዘሕድሩ ጠባያት፡ ከምቲ ወትሩ ኣብ ምዕራባዊ ዓለም እንርእዮ ክኸውን የብሉን። እቶም ቀንዲ ከም ዓንዲ ኹይኖም ዘማእዝኑና ስነምግባራዊ ጠባያት ሕብረተሰብና ካብ ወለዶ ናብ ወለዶ ተሰጋጊሮም፡ ንሕብረተሰብና ዘኽብሩን ዘኸልዑን ክኾኑ ብልዑል ወንን ተገዳስነትን ክስራሓሎም ይግባእ።

### • ምሉእ ትሕዝቶ ከይረኣኹ ነታ ናትካ ብጽሒት (ፖርሽን) ጥራሕ ኣጸኒዕካ ምውሳእ ካብ ተሓታትነት ሓራ ይገብር ድዩ?

ኣይገብርን'ዩ። ብፍላይ ኣብዚ ተነቃፊ እዋን ዓለምና ብእልፊ ኣደናገርቲ ዘይ ሰብኣዊ ባህርያትን፡ ተዓብሊኻትሉ ኣብ ዘላ ግዜ፡ ወትሩ ግሩሃት ካብ ምኻን ክንጠንቀቕ ይግባእ።

### • ኣብ ፊልምታትና ዘሎካ ርእይቶ

ፊልምታትና ዘገም እናበሉ ይጎዓዙ ኣለዉ። ኮነታት ክንድቲ ኣይጸለዎምን። ዘድሊ ዕጥቂ ዓጢቕካ ትሰርሓሉ መድረኽ ኣይጸንሐን። ይኹንምበር ብሰንኪ መሳርሒታት ዝተረፈ የለን። እቲ ጻዕርን ሓርኮትኮትን ብሕልፊ ኣብ መንእሰያት ስነጥበበኛታት ተጠርዩ ስለዘሎ፡ ምስዚ ንኣትዎ ዘሎና ሓድሽ መድረኽን ምምሕያሽ ቁጠባን ኣብ መጻኢ በቲ ክኾኖ ዘለዎ ክስረሓሉ ዝቐለለ ክኸውን ምኳኑ ኣይጠራጠርን እየ።

### • ኣብ ጉዳይ ዛንታ ወይ ጽሑፉ-ድርሰትካ እንታይ ትብለና

ዛንታ ኣብ መስርሕ ፊልም እቲ ቀንድን ወሳንን'ዩ ደፋኢ ሓይሊ'ዩ። ዛንታ ዘይብሉ ፊልም ክህሉ ኣይክእልን'ዩ። ግድን ዛንታ ኣሎ። ግና ከመይ ዝበለ ዛንታ'ዩ? እቲ ዝቐረበ ዛንታ ብቐጐዕ ዲዩ? ንተዓዘቢ ዘዕግብ፡ ዝምህር፡ ዘንጠልጥል፡ ዘዘናግዕ ድዩ? ታሪኽናን ክብርታትናን፡ ቃልስና ንናጽነት፡ መነባብሮና፡ ማሕበራዊ ሓድነትና፡ ንሓልፎ ዘለና መድረኽ ወዘተ. ብመሳጢ ኣዘናትዋ ዘዘንቱ ድዩ? ወዘተ. ክምልስ ይግብኦ። ክብርበር ዘሎዎ ኣዝዩ ብዙሕ ዛንታታት'ዩ ዘሎና። ብዙሕ ግዜ ድማ ተዘራብሉን ምሕጽንታ ቀሪብሉን'ዩ። ሓንቲ ከይጠቐስክዋ ክሓልፍ ዘይደሊ፡ ኣብ ያታውን ኣፋዊን ታሪኻትና ኣድሂቦም ዝተሰርሑ ፊልምታትና፡ ዝሓሹ ኹይኖም ዚያዳ ክስረሓሎምን ክድፈኣሎም ዘለዎ እመስለኒ። ይዕበ ይንኣስ መጽናዕቲ ገይሮም፡ ዓበይቲ ተወኪሶም ይሰርሕዎ ስለ ዘለዉ፡ ነቶም ሰራሕቱ ዚያዳ ክንተባብዖም ይግባእ። ሓድሽን ኣብ ርእሶም ዘይጸንሑም ሐዞምሎም ይመጹ ስለ ዘለዉ፡ ተዓዘብቲ'ውን በዚ ዝሓሸ ዕግበት ዘለዎም እመስለኒ።

### • ከም ምኩርን ክኢላን ስእልን ግራፊክስን ነዚ ናይ ሕጂ ኣብ ስእልን ግራፊክስን ዝሰርሑ ዘሎ መንእሰይ ወለዶ ብተወሳኺ እንታይ ክትብሎ ትደሊ? ከመይ ክኸውን ወይ እንታይ ክገብር ትደልዮ? ተራኡ ኣብ ምምዕባል ፊልምታትናከ ከመይ ክኸውን ኣለዎ ትብል?

ፈለማ ኣብዚ ሞያ ድልየትን ዝምባለን ከም ዘለዎ ክፈልጥ ኣለዎ። ቀጺሉ ዝመጽእ ሞያዊ ትምህርትን ልምምድን'ዩ። ስዒቡ፡ ካብ ነዚ ሞያ ንነዊሕ ግዜ ዝሰርሕሉ ሞያውያን ተመክሮታት ክቐስም የድልዮ። ስርሒይ ኢሉ፡ ብሉጻት ፊልምታትን ናይ ግራፊክስን ስርሓቶምን ክርእን ካብኡ ተሞኩሮታት ክቐስምን ይግብኦ። ርእሰ ምትእምማኑ ከዕቢ'ውን ኣገዳሲ'ዩ። ጽዒርካ ዝብጻሕ እምበር፡ ኣይክኣልን'ዩ ዝብል ኣብ ሕልናኡ ክህሉ የብሉን። ስነጥበብ ናይ ምህዞ፡ ፈጠራን ተበላሓትነትን ስራሕ ስለ ዝኾነ፡ ንነገራትን ከባቢኡምን ኣተኲሮም ክዕዘቡን ክጽዕሩን ይግባእ።

### • ግርም ኣርቲስት ኢድዋርዶ። ናብ ኣበርክቶታትካ ክንሰግር። ኣብ ዓውዲ ስእልን ግራፊክስን ዝገበርካዮ ልሉይ ስራሓት ክትዝርዝረልና

ሓደ ብሓደ ክትዘርዝር ይኹን ብቑጽሪ ክትገልጾ ዝከኣል ኣይኮነን። ኣብ ሜዳ ኣብ ዝነበርናሉ፥ ኣብ ሓደ ኣሃዱ ዝሰራሕካዮ ስራሓት ካብኡ ክትቅየር እንከለኻ፥ ንብረት ህዝባዊ ግንባር ስለዝኾነ ገዲፍካዮ ኢኻ ትኸይድ። ድሕሪ ናጽነት ኣብ ሃገራዊ መርሓ ምስ ተመደብና፡ ኩሉ ኣብ ሜዳ ዝፈረየ ስነጥበባዊ ስራሓት ናብ ቤተመዘክር ይእቶ ስለ ዝተባህለ እቲ ዘይጠፍአ ገለ ገሊኡ ገለ ኣብኡ ኣሎ። እቲ ዝፈረየ ምጽብጻቡ ኣዝዩ ኣሸጋሪ'ዩ። ሕጽር ብዝበለ ግና ኣብ ስእሊ፡ ብናይ ዘይቲን ናይ ማይን ሕብርታት ዝሰራሕክዎ ቅብኣታት፥ ኣብ ግራፊክስ ኣብ ምድላው ፖስተራት፥ ሓበሬታዊ ስእልታት ኣብ መጽሔታት፥ ፖስት ካርድታት፥ ቅርጺታት ኣብ ጭቃን ዕንጸይትን፡ ኣርትዖት

ስነዳዊ ፊልምታትን ሎጎታትን ወዘተ. ብሕልፊ ኣብ ግራፊክስ ንበዓል ናጽነት ንምምዕራግ ኣብ ዝዳሎ ፖስተራት፡ ተንቀሳቓሲ ሎጎታት ወዘተ. ዓበይቲ ስራሓት ከም ዝዓመምኩ ክጠቕሰልካ እኽእል።

• ኣብ ምድላው ሎጎውን ትካጥፍ ኢኻ። ከመይ ዝበለ ክእለት'ዩ ዝሓትት? ዛጊት ብወገንካ ክንደይ ዝኸውን ሎጎታት ኣበርኪትካ ኣሎኻ?

ሎጎታት ምድላው ልዑል ተመክሮ ግራፊክስ ዝሓትት ሞያ ስነጥበብ'ዩ። ብቐዓትን ኣጠቓቕማ ሶፍትዌራትን ሰለስተ ጉድናዊ ስእልታት ኣብ ኮምፕዩተር ናይ ምስኣል ዓቕምን እንተ ሃልዩኻ ናይ ኢድ ስእሊ ኸኣ እንተ ሓዊስካሉ፡ ኣዚኻ ተድምዓሉ ሞያ'ዩ። ኣብ መደባት ተለቪዥን፡ መንግስታውን ብሕታውን ትካላት፡ ኩባንያታት፡ ማሕበራት፡ ውድባት፡ ስፖርታዊ ትካላት፡ ንፍርያት ሓደ ብሕታዊ ትካል መለለዩ ሕላገት፡ ወዘተ...፡ ብመልክዕ ተንቀሳቓስን ደረቕን ስእልታት ዝሰራሕ'ዩ።

ቀዳመይቲ ሎጎ ዝሰራሕክዋ ናይ ኤሪ ባስ ኣውቶቡሳት ትሰርሕ ዝነበረት ትካል'ያ። እታ ሎጎ ሓንቲ ሰገን ኣብ ልዕሊ ሓንቲ ትሕንበብ መንኮርኮር ተወጢሓ ትጓዓዝ'ያ ነይራ። ኣብ ኤሪቲቪ ዝሰራሕክዋ ቀዳመይቲ ሎጎ ድማ ናይ ምስንዳእ ዜና'ያ ነይራ። ኣብ'ቲ እዋን ናይ ዲጂታል ዓቕሚ ኣብ ኩላትና ኣይነበረን። ኣርትዖት ብኣፍ-ላይን ኣናሎግ'ዩ ዝዕመም ነይሩ። ኣብ መብዛሕትኡ መደበራት ተለቪዥን ናይ ዜና ሎጎ ብዙረት ምስሊ ናይ ዓለም'ዩ ዝግለጽ ነይሩ። ኣነ'ውን ትንፋሕ ግሎብ ኣምጺአ ምስ ብዓል ኣለም ኪዳን . . . ተባላሒትና ጌርናያ። ሕጂ ኣብ ደቓይቕ ዝግበር ዕማም'ዩ ኾይኑ ዘሎ።

ክልተ ዓይነት ሎጎ'ዩ ዘሎ። ባዕልኻ ብሓሳባትካን ጥበብካን መሰራሕካ ናተይ ትብሎ'ን ብተምፕለት ተደጊፍካ ትሰርሖ ቅዳሕን'ዩ። እቲ ተምፕለት መብዛሕትኡ ምስ ባህልናን ኮንታትናን ዝወሃሃድ ኣይኮነን። ኣነ ክሳዕ ሕጂ ብዝተኻእለ መጠን ናተይ ክንብር'የ ዝፍትን።

ክንደይ ሎጎታት ኣበርኪትካ ኣለኻ ንዝብል ሕቶ፡ ኣብ ውሽጢ ናይ ልዕሊ 30 ዓመታት ተመኩሮ፡ መልሱ ኣዝዩ ብዙሕ ኢለ ክሰግሮ ኩሉይሸ'ዩ። ንኣሰራርሓኡ ዝምልከት ድማ ሓያል ጻዕርን ምጽማምን ዝሓትት ነይሩ።




• ንፉዕ ስእላይ ክትከውን ተውህቦ ድዩ? ትእለማመዶ ወይስ ትመሃሮ?

ቅድም ቀዳደም ናይ'ቲ ሞያ ዝንባለን ድሌትን ክህልወካ ኣለዎ። ዝንባለ ጥራሕ ንበይኑ'ውን ኣኻሊ ኣይኮነን፤ ጻዕርን መዓልታዊ ጽዑቕ ልምምድን እውን የድልዮ። ናይ ካልኦት ሞያውያን ስራሓት ምርኣይን ብዛዕባ ኣሰራርሓኡ ምርምር ምኽያድን ወዘተ. ኣገዳሲ'ዩ። ኪደጸዓርካ ብቐሊሉ ብኣቋራጭ ዝጥረ ሞያ የለን። ኣብቲ ትብህጎ ሞያ ጻዕርን ተገዳስነትን ምግባር የድሊ።

• ኣብ ምምዕባል መንእሰያት ዝገበርካዮ ኣበርክቶ

ኣብ ሰኣልቲ ኣይተሐሰብኩ፡ ዳርጋ የለን ክብል ይሓይሸ። ኣብ ግራፊክስን ኣርትዖትን ግና ኣበርኪተን ኣበርክትን ኣለኹ።

• ሞያዊ ስራሓትካ ሕዚካ ዝተሳተፍካዮ ሃገራውን ኣህጉራውን ኤግዚብሽን ፌስቲቫል ወዘተ. ክትገልጸልና

ፊለማ ከም ቲ ቐዲመ ዝጠቐስክዎ፡ ኣብ 1987 ብማህረጃን ዝፍለጥ፡ ኣብ ዓራርብ ኣብ ሜዳ ዝተኻየደ ቀዳማይ ፌስቲቫል ተሳቲፈ። ኣብቲ ፌስቲቫል ውድድር ናይ ዝተፈላለዩ ስነ-ጥበባዊ ስራሓት ተኻይዱ ነይሩ። ብድሕሪኡ ኣብ ወጻኢ ኣብ ዝተፈላለዩ ናይ ስነ-ጥበብ ኤግዚቢሽናትን ብማእከላይ ጨንፈር ስነ-ጥበብ ተማእኪሉ፡ ስእልታትና ናብ ዝተፈላለዩ ሃገራት ኤውሮጳን ኣመሪካን በጺሑ። ድሕሪ ናጽነት ድማ ብውልቅን ብሓባርን ኣብ ዝተፈላለዩ ኣጋጣሚታት ናይ ስእልን ግራፊክስን ምርኢታትን ውድድራትን ተኻፊለ።

• ካብ ዝተሳተፍካዮም ንገለ ፍርይ ፍርይ ዝበሉ ክትጠቅሰልና ... ዝረኸብካዮ ሽልማት እንተ ሃልዩ'ውን...

ኣብ 2000 (ሚለንዩም) ኣብ ዝተኻየደ ሃገራዊ ፌስቲቫል ቀዳማይ ናይ ራይሞክ ሽልማት ወሲደ። ቀጺሉ ኣብ ዝሰዓበ ፌስቲቫላት ድማ ክልተ ግዜ ብልጫ ወሲደ። እቲ ዝዓበየ ኣብ 2010 ኣብ ሸንግሃይ ቻይና ኣብ ዝተኻየደ ዓለማዊ ኤክስፖ'ዩ። ኣብኡ ብሚኒስትሪ ንግድን ኢንዳስትሪን ተማእኪሉ፡ "Better city, Better life" ዝብል ቴማ እዩ ነይሩ። ሓደ ኣባል 'ቲ ሚኒስትሪ ናይ ከም'ዚ ዝብል ተመኩሮ ስለዝነበሮ፡ ነቲ ዘዳለዎ ክልሰ ሓሳባዊ ቴማ ናብ 3ጉድናዊ ናይ ግራፊክስ ስራሓትን ዝተፈላለዩ ፓንላትን ኩዳሉ ተመሪጸ። ኣብ ውሽጢ ትሸዓተ ኣዋርሕ ኣስታት 80 ፓንላት ሰሪሐ። ኣብኡ ናይ ቅብኣን ናይ ስእሊን ሰለስተ ስነጥበባዊ ምርኢታት ኣካይደ። እታ ሳልሰይቲ ምስ ብፁት ታእዛዝ ኣብርሃ፡ ሰሎሞን ኣብርሃን ፍረሚናጦስ እስቲፋኖስን ብሓባር ዘዳለናዮ ምርኢት ደረቕ ስእሊ ተኻይዱ። ነቲ ናይ ኤርትራ ፓቪልዮን ኣስታት 18 ሚልዮን በጺሖሞ፡ ሰ ክሪስታል ብልጫታት ድማ ሒዝና መጺእና። ዓብዩ ትምህርቲ ዝቐሰምኩሉ ተመኩሮ'ዩ ነይሩ። ኣብ 2015 "Feed The planet, Energy for life" ኣብ ትሕቲ ዝብል ቴማ ኣብ ሚላኖ ኢጣልያ ኣብ ዝተቓንዐ ዓለማዊ ኤክስፖ

ንምድላዉ ሰለስተ ዓመት ዝወሰደለይ ብ3 ጉድናዊ ኮምፒተር ግራፊክስ እተዳለወ 60 ስእልታት ዝሓዘ ምሕዝኦታዊ ምርኢት ኣብ ኣዳራሽ ኤክስፖ ኣካይደ። ትሕዝቶ ናይ'ቶም ስእልታት ንመኣዛዊ ምግብታት ሃገርና ዝገልጹ ኾይኖም፡ "ኣብ ክንዲ ናይ ህልቂት ኣጽዋር ምምስራሕ፡ ንዓለምና ንምድሓን ኣብ ምህዞታት ኣማራጺ ጽዓት ንስራሕ" ኣብ ዝብል ዘድሃበ ነይሩ።

**• መርዓ ኣብ ሂወትካ**

መርዓ ኣብ ሂወት ወዲ ሰብ ኣዝዩ ወሳኒ'ዩ፡ ምኽንያቱ ስድራቤታዊ ሓላፍነት ተሰኪምካ፡ ቀጻልነት ናይ ወለዶኻ ተውሕስሉ ስለዝኾነ። ቅሳነትን ሰኒትን እንተደኣ ሃልዩ ድማ፡ ኣብ ዝኾነ ስርሓትካን ጉዕዞኻን ዕዉት ትኸውን። ኣነ ኣብ ሓዳረይ ምስ ሓሙሽተ ደቀይ፡ ብሰኒትን ፍቕርን ንነብር፡ ንኹሉ ድማ ከምዚ ኸማይ እምኖ።

**• ረቢሒ ናይ ስእልታትካ ኬንካ ትፈልጥዶ? ዝበዝሐ ዝሸጥካዮ ስእሊ እንተሃልዩ?**

ስእልታተይ ክሸይጥ ኣይብርሃንን'ዩ። ጽቡቕ ኣጋጣሚታት እንተ ረኺበ፡ ድሕር ኣይብልን'የ። ዝያዳ ዝረባሕክሉ መሸጣ ኣብ እዋን ፖስት ካርድ'ዩ። ናትና ምስ ባህልና ዝሳነ ምስ ገበርኩ ሰብ እናለመዶ መጺኡ። ኣብ ዓዓመት ካብ 1000 ቅዳሕ ናብ 80,000 ቅዳሕ ክብ ኢሉ። ሽዑ ንሓደ ፖስት ካርድ ምስ ሰታሪቱ 3 ቕርሺ'ዩ ዝሸየጥ ነይሩ። ሜዳ ንግዲ ኣይመሃረናን። ገለ ነኳላት ይዓጽወለይ እኳ እንተ ነበረ፡ ናብ ዋኒን ገጸይ ኣየማዕበልክዎን።

**• ሳጓ ኣይሰማዕናልካን**

ኣብ ሜዳ ሳጓ ኣይነበረንን። ሽመይ ንብዙሓት ሳጓ ይመስሎም ነይሩ። ኣብ ኦርኒክ ወይ ገለ ኣጋጣሚታት ሽመይ ምኳኑ ምስ ፈለጡ፡ ይገርሞም ነይሩ።

**• ዝምቅርካ ሃዋህው?**

ሓደ ኣብ ኣእምሮይ ክትግበር ዝደለኹ ሓሳባት ወይ ስነጥበባዊ ምህዞ ወይ ሎጎ፡ ንኽትግበር፡ ንዕኡ ዝበቕዕ ሓሳባት ምስ ዝረክበን መፈጸምትኡ ምርኣይን።

**• ሓይልኻ**

ኣይ ... እንታይ እሞ ክብለካ'የ? ንዘለላ እዚኣ።

**• ድኽመትካ**

ቀልጢፍካ ምስ ሰብ ናይ ምልላይ ክእለት የብለይን። ሓንሳብ እንተ ተላልየዮ ግና ገዳፍ ኣይኮንኩን።

**• ዓወትን ውድቀትን ንዓኻ እንታይ እዩ?**

ክልቲኡ፡ ብማዕረ ትምህርቲ'ዩ ንዓይ።

**• ብኹሉ መዳይ እተድንቓ ፊልም**

Titanic

**• ብኹሉ መዳይ ተድንቓ ክሊፕ**

Thriller

**• ተድንቖ ተዋሳኢ**

Leonardo Di Caprio

**• ተድንቓ ቅብኣ**

Monaliza (ብኣካል ኣብ Louvre Paris ስለ ዝተዓዘብክዋ)

**• ኣብዚ እዋን ሞያኻ ናበይ ....**

ኣብ ዲጂታል ዓለም እንተ ኣቲኻ፡ ማልቲሲስተም ንምኳን ኣዝዩ ዝቐረበን ዝቐለለን ስለ ዝኾነ፡ ንቅብኣ ኸየወንዘፍኩ ኑቶም ሓፈዞም ዘለኹ ታተ እናበልኩ ክጉዕዝ'የ።

**• ናብ ቀረባ መጻኢ መደብካ ...**

"Ethnographic Ornaments & Decoration" ኣብ ዘርእስቱ ዓብዪ ድሉው ስነ-ጥበባዊ ምርኢት ክንራኸብ እትሰፎ።

**• የቐንየለና ኣርቲስት ኤድዋርዶ።**

ክብረት ይሃበለይ።

መስፍን ገብረሂወት


















# "ካህጉራዊ ስራሕ ስሪሐ፥ ስም ሃገርዩን ህዝበዩን ከጸውዕ'ዩ ጻዕርዩ"

# ዲዛይነር ሳምራዊት ፍትዊ

ዘርእሰናይ ዓንደብርሃን

ሳምራዊት ፍትዊ፡ ከም ሞዴል፡ ዲዛይነር፡ ክኢላ ምሻጦን ሜክኣፕን፡ ተዋሳኢት፡ መምህር ሞዴሊን፡ ዳኛ ውድድር ስነ ጽባቐን ቅዲ ክዳውንትትን ኮይና ኣብ ምስራሕ ትርከብ ዕውትቲ በዓልቲ ሞያ እያ። ከም ዲዛይነር ዝተፈላለዩ ምርኢታት ዘዳለወት እያ። ናይ'ዚ ሕታም ዕድምትና ክትከውን ብምምራጽ ምስኣ ጸንሖት ገይርና ኣለና። ርእሰ ተኣማንነታ፡ ብስለታን ናይ ምግላጽ ዓቕማን ክትምስክረላ ትኽእል። ምስኣ ዝገበርናዮ ዕላል ቀጺሉ ይቐርብ።

*** ብድሕሪ ባይታኺ ክንጀምር?**

ኣብ ዕዳጋ ሓሙስ ተወሊደ። ካብ ገዛና ሕሳስ ልደ'የ። ጓል ሰለስተ ዓመት እንከለኹ ኣቦይ ስለዝዓረፈ፡ ኣደይ እያ ከም ኣቦን ኣደን ኮይና የዕበየትና። ጻዕራም ብምንባራ ዋላ ሓንቲ ነገር ከይጐደለና ከም ንዓቢ'ያ ገይራ። ካብ ቁልዕነተይ ከኣ ኣደይ ትገብሮን ትሓልፎን ኩሉ እናተዓዘብኩ'የ ዓብየ። ንዓይ እታ ዝዓበየት መምህረይ እያ።

ኣብ ትምህርተይ ኣዝየ ግድስቲን ንፍዕትን'የ ነይረ። ብውልቃዊ ምኽንያት ናብ ዝለዓለ ትምህርቲ ክቕጽል ኣይከኣልኩን። ይኹን እምበር፡ ካብ'ቲ ዝነበረኒ ጥሙሕ ግን ዘትርፈኒ ኣይነበረን። ናብ'ቲ ካብ ቁልዕነተይ ዝምነዮ ዝነበርኩ ናይ ፋሽን ስራሕ ኣትየ።

*** ናብ'ዚ ዓውዲ ከትኣትዊ ዝደረኸኪ እንታይ'ዩ?**

ካብ ቁልዕነተይ ተኸታሊት ፋሽን'የ ነይረ። ነቲ ዓውዲ ዝተፈጠርኩ ኮይኑ'ዩ ዝስማዓኒ። ብዛዕባ'ዚ ዓውዲ ብዙሕ የንብብ ነይረ። ኣፍቃሪት ናይ ፋሽን ሰባት፡ ኣድናቒት ናይ ሓያላት ሰባት ብፍላይ ከኣ ደቀንስትዮ እየ ነይረ። ከም በዓል "ዮርዳኖስ" ዝኣመሰለ ሓቀኛ ዛንታታት የንብብ ነይረ። ናይ ደቀንስትዮ ተጋደልቲ ሓይሊ ኣዝዩ ይምስጠኒ ነይሩ።

ቅርጺ ኣካላተይ እውን ንሞዴልነት ሰሓብነት ነይርዎ። በዚ ኸኣ ኣብ 2011 – 2012 ከም ሞዴል ኮይነ ምስራሕ ጀሚረ። ኣብ'ቲ እዋን ኣብ ኤሪ ቲቪ ኣብ ዝቐርብ ዝነበረ ውድድር ቅዲ ኽዳን፡ ከም ሞዴል ኮይነ ይሳተፍ ነይረ። ካብ'ቲ ለቢሰዮ ዝነበርኩ ገሊኡ ዝተዓወተ ነይሩ። ዓቢ ተመኩሮ ዝፈጠረለይን ዝያዳ ኣብ'ቲ ዓውዲ ኣስፊሐ ክሰርሕ ዘኽኣለንን'ዩ ነይሩ።

ብድሕሪኡ ከም ሞዴል ጥራይ ኮይንካ ክትቅጽል ስለ ዘይከኣል፡ ናይ ዕድመ ድሩትነት'ውን ስለ ዘለዎ፡ ጐድኒ ጐድኑ ኣብ ቅዲ ኽዳን ክነጥፍ ጀሚረ። ጸኒሐ'ውን ኣብ 2013፡ ትምህርቲ ስነ-ጽባቐ (ሜክኣፕ) ጀሚረ። ካብ 2017 ከኣ፡ ንኹሉ ሞያታት ብሓንሳብ ኣወሃሂደ ክኺዶ ጀሚረ። ከም ዲዛይነር፡ ክኢላ ቐኖን ጽባቐን ብምዃን፡ ንኹሉ ዓውዲታት ኣሳንየ ክሰርሕ ጀሚረ።

*** ኣብ ሃገርና ኣብ ውሽጢ ዓውዲ ፋሽን ዘለዉ ሞያታት ግቡእ መረዳእታ ይውሕድዩ። ብዙሕ ነቐፌታት እውን ይመጽእ'ዩ። ነዚ ከመይ ትርእይዮ?**

እወ ብዙሕ ግዜ ትሰምዖ ኢኻ፡ ምንቃፍ ጽቡቕዩ። ምንእኣስ ግን ጽቡቕ ኣይኮነን።












ኣብ'ዚ ዓውዲ ዘሎ ሞያታት ግን ንሓድሕዱ ዝተኣሳሰር እዩ። ኩሉ ተመላላኢ እዩ። ዲዛይነር፡ ባዕሉ ቅዲ ኣውጺኡ ጨርቂ ዝቖድድ ሰብ'ዩ። ሰፋዪ (ሳርቶ) ኸኣ ነዚ ቅዲታት ዝሰፊ እዩ። ካልእ ስታይሊስት ዝበሃል ሞያዊ ኣሎ። ኣልባሳይ ክንብሎ ንኽእል። ንዝኾነ ኣጋጣሚ ዝኸውን ክዳውንቲ ዝመርጽን፡ ነቲ ዓሚል ዝኸድንን ሞያዊ እዩ። ኩሉ ሞያታት ነናቱ ኣገዳስነት ዘለዎ'ዩ።

*** ናብ ናትኪ ናይ ቅዲ ኽዳን ስራሓት ክንምለስ። መጀመርታ ዝሰራሕክዮ ስራሓትን ምርኢታትን ከመይ ይመስል ነይሩ?**

*መጀመርታ ዝጀመርኩዎ ናይ ኣፍሪቃ ባህላዊ ኽዳን ምርኩስ ዝገበረ እዩ። ዋላ ዘመናዊ ኣልባሳት ዝፈቱ እንተ ኾንኩ፡ ኣብ ናይ ባህሊ ክዳውንቲ ግን ፍሉይ ፍቕሪ ኣሎኒ። ካብኡ ዝመጽኣካ፡ መግለጺኻ ዝኾነ ኣለባብሳ ስለዝኾነ፡ ናይ ኣፍሪቃ ጨርቂ ምስ ፖሊስተር ሓዊሰ፡ ክሰርሕ ጀሚረ። ብፍላይ ንደቂ ተባዕትዮን ደቀንስትዮን ጽምዲታት ዘተኮረ ማለት'ዩ። ዳርጋ ናይ መጀመርታ ፈተነ'ዩ ነይሩ።*

እዚ ቅዲ ክዳን፡ ኣብ'ታ "ጸላም ዑንቂ" ትብል ቪድዮ ክሊፕ ናይ ዮናታን (ዱላ) ከም ኣልባሳት ተጠቒምናሉ። ኣብ'ታ ክሊፕ ከም ሞዴል ኮይነ ስለዝሰራሕኩ፡ ኣነን ዮናታን (ዱላ)ን ተኸዲንናዮ።

ብድሕሪኡ ዝተፈላለዩ ዘመናዊ ቅዲታት ምስራሕ ቀጺለ። ዝተፈላለዩ ዓይነታት ጨርቂ እናምጻእኩ፡ ሓድሽ ቅዲ ክዳን ብምድላው፡ ናይ ፋሽን ምርኢት ኣብ ምቕራብን ሞዴላተይ ኣምጺአ ለቢሶሞ ከም ዝሰኣሉ ብምግባር ናብ ህዝብን ዕዳጋን ክቐርቦ ጀሚረ።

ብዙሕ ሰብ እቲ ኑዳልዎ ክዳውንቲ "ረዲ መይድ" ኮይኑ'ዩ ዝስምዖ። እዚ ኸኣ፡ ናይ ኣወዳድኣ ጽፈት ዘንጸባርቕ እዩ።

*** ክሳብ ሕጂ ክንደይ ምርኢታት ቅዲ ኽዳን ኣቕሪብኪ 'ለኺ? እንታይ ዓይነት ትሕዝቶታትከ ነይርዎ?**

ዝተፈላለየ ዓይነታት ትሕዝቶን ቅዲታትን ዝሓዘ ልዕሊ 15 ምርኢታት ኣቕሪበ ኣለኹ። ኣብ ኣቀራርባኡን ቴማታቱን ዝተፈላለየ እዩ። ገለ ኣብነታት ንምጥቃስ ኣብ በኒፊር፡ ዓበይቲ ሞዴላትን ደረፍትን ዝተሳተፉዎ ናይ ኣፍሪቃ፡ ባህሊ ናይ ሃገርናን ዘመናውን ዝሓዘ ክልተ መደባት ኣዳልየ ነይረ። ብድሕሪኡ'ውን ብኣጋጣሚ ቫለንታይን፡ ባዕለይ ብዘሰልጠንኩወን ሓደስቲ ሞዴላት ምስ ናይ ቫለንታይን ሃዋህው ዝገልጽ ምርኢታት ከምኡ'ውን ብኣጋጣሚ ኣውደኣመት፡ ናይ ባህሊ ትሕዝቶ ዝሓቘፈ ምርኢት ምስ ናይ ባህሊ ደረፍትን ቦባ ባንድን ብምዃን ዝተዳለወ ነይሩ። ዋላ ኣብ ኣሰላልማ ኣዳራሽ ፍሉይ ጻዕሪ ዝነበሮ እዩ። ናሆም (ኩንታ) ልዑል ኣበርክቶ ነይርዎ።

ብዘይካ ኣብ ሆቴል ዓይባ፡ ኣብ ባጽዕ ብኣጋጣሚ ፈንቅል ዘዳለኹዎ ምርኢታት ነይሩ። ኣብ ግዜ ኮሮና ብፍሉይ ኣብ ዌስት ኢንድ፡ ናይ ማስክ ትሕዝቶ ዝሓቘፈ ምርኢት ነይሩ።

*** ብፍሉይ ናትኪ ኣተኩሮን መለለዩን እንታይ እዩ?**

ሓደ ክኢላ ቅዲ ኽዳን ካብ ዝጀመረሉ፡ *መምስ ግዜኡ እዩ እናዓበየን ናቱ መለለዩ* (brand) ዝፈጥርን። እዚ ገና ኣብ መስርሕ እዩ ዘሎ።

ኣብ'ቲ ኣተኩሮ ዝበልካዮ ግን፡ ኣብ ዓውዲ ፋሽን ኣብ ሓደ ውሱን ነገር ኣይተተኩርን ኢኻ። ከምኡ እንተ ኾይኑ ደው ኢልካ ኣለኻ ማለት'ዩ። ምስ ኩሉ ኩነታት፡ ግዜ፡ ቦታ፡ ወቕቲን ካልእን ምርኩስ ገይርካ ኢኻ ትሰርሕ። እቲ ቅዲ ካብዚ ጽልዋታት ይብገስ። ተፈጥሮ ርኢኻ፡ ሰማይ ርኢኻ፡ እንስሳታት ርኢኻ. . ብእኡ ዝነቓቓሕ ቅዲታት ተበግስ። ኣብ ዘመናዊን ባህላዊን፡ ክሰርሕ ይደሊ። ንኣብነት ክሊማ ወሳኒ'ዩ፡ ንሙቐት ዝኸውን፡ ንገምገም ባሕሪ፡ ንዝሒሊ. . ንኹሉ ዝኸውን ንምስራሕ እየ ዝጽዕር። ኣብ ሓደ ቦታ ሕዝእቲ ኣይኮንኩን፡ ክኸውን'ውን ድሌት የብለይን።

*** ኣብ ምምልኻዕን ቁኖ ጸጉሪን ትገብርዮ ስራሓትከ ከመይ ይመስል?**

እወ ንዝተፈላለዩ ኣጋጣሚታት ነዚ ኣገልግሎታት ይህብ'የ። ብፍላይ ኣብ ቪድዮ ክሊፓት ብብዝሒ ይሰርሓሉ ነይረ። ኣብ ናይ ኤደን ከሰተ፡ ናሆም ዮሃንስ (መስተ)፡ ዮናታን (ዱላ)፡ ሳባ ዓንደማርያምን ካልኦት

ድምጻውያንን ብስፍሓት ሰሪሐሉ እየ።

ኣብ ቁኖ ብቕንዲ ኣብ ፍሕሶ ዘተኮረ ስራሓት ነይሩ። ንኣብነት ኣብ 2018 ኣብ G3 ዝተኻየደ ዓቢ ውድድር ናይ ቅዲ ክዳንን ጸጉርን ነይሩ። ምስ ካልኣይተይ ኮይነ ዘዳለናዮ ፍሕሶን ቁኖን ዝሓዘ ኣቕሪብና ነይርና። ናይ ፋሽን ምርኢታት ኣብ ዘዳልወሉ እዋናት'ውን: ሜክኣፕን ቁኖ ጸጉርን ባዕለይ የዳልወሉ እየ።

*** ንሞዴላት ዝምልከት ስልጠና ኣዳሊኺ ነይርኪ። ኣብ ምንታይ ዘተኮረ'ዩ ነይሩ?**

እወ: ኣብ ወርሒ ለካቲት 2023 ምስ ኮሚሽን ባህልን ስፖርትን ኤርትራ ብምትሕብባር ዘዳለኹዎ'ዩ ነይሩ። ነዚ ስልጠና ክሰርዕ ድርኺት ዝኾነኒ ምኽንያት: ንሞዴል ኣድያም ኣብርሃም ናብ ውድድር 'ወይዘሪት ምብራቕ ኣፍሪቃ' ንታንዛንያ ክሰዳ እንከለኹ ካብ ዝወሰድኩዎ ተመኩሮ እዩ። እቲ ውድድር ብደረጃ ኣፍሪቃ እዩ ነይሩ። እኹል ምድላው ኣይገበርናሉን። ዳርጋ ብተብተብ እዩ ነይሩ ክበሃል ይከኣል። እቲ ናይ ኣልባሳትን ቁኖን ካልእን ብተብተብ ክዳሎ ይከኣል'ዩ። እቲ ውሽጣዊ ክእለት ናይ ሞዴላት ግን ቀስ ብቐስ ክህነጽ ዘለዎ'ዩ። ስለዚ ስልጠና ክዳሎ ኣለዎ ኢለ። ኣብ'ዚ ውድድር ከም'ቲ ዝደለ ዋላ ኣይኾን: 'ሚስ ፎቶጀኒክ' ዝብል ዓወት ግን ረኺባ።

እቲ ትሕዝቶ ናይ'ቲ መደብ ከኣ: ሞዴላትና ብባህሊ ሃገርና: ኣፍልጦ ብዛዕባ ሕብረተሰብ: ትልሂታት: ኣነባብራ ሕብረተሰብ ክህልወን ኣለዎ ኢለ። እዚ ሓሳብ ምስ ናይ ትልሂት ክኢላ ኣማኑኤል ዳዊት ኮይንና: ናብ ኮሚሽን ባህልን ስፖርትን ኣቕሪብናዮ። እቲ ስልጠና ብዛዕባ መሰረታዊ ክእለታት: ትልሂታት: ክኢላታት ስነ-ኣእምሮ ዝሀብዎ ትምህርቲ ስነ ልቦናን ካልእን ዝሓዘ'ዩ ነይሩ። ኣዝዩ ዕዉት ስልጠናዊ ነይሩ። በዚ ኣጋጣሚ ንኮሚሽን ባህልን ስፖርትን ኤርትራ ብፍላይ ከኣ: ንኣቶ ወልደስላሰ ዑቕባዝጊ የመስግኖ።

ነዚ ተበግሶና ብምርኣይ ከኣ: ብዕድመ ሃማደኤ: ምስ'ዘን ሞዴላተይ ብምዃን: ብኣጋጣሚ 24 ግንቦት ውድድር ኣካዪድና። ንኣባላት ሃማደኤ'ውን ምስጋና ይብጽሓየን። ብድሕሪኡ'ውን ብማሕበር ዲዛይነራት ኤርትራ ኣብ ሆቴል ኢምፐርያል ኣብ ዝተኻየደ ውድድር'ውን ተሳቲፈን።

*** ኣብ ቀረባ ግዜ ከኣ ኣብ ዓውዲ ተዋስኦ'ውን ትንጥፊ ኣለኺ። ካብ መዓስ ዝጀመረ እዩ?**

ሓቂ ይሓይሽ: ኣብ'ቲ ዓውዲ ክንጥፍ ሓሳብ ነይሩኒ ክብለካ ኣይክእልን'የ። ደብሳይ ወልዱ እዩ: ኣብ ተኸታታሊት ፊልም 'ማጨሎ' ክዋሳእ ዕድመ ኣቕሪቡለይ። መጀመርታ ሰገጥ ኢለ። ደሓር ግን ነቲ ዕድመ ተቐቢለዮ። ካብ ካልእ ዓይነት ሞያ መጺአ ይሳተፎ ስለዝነበርኩ: በዳሂ ነይሩ። ብዝሒ ዓይነታት መሳርሒቲን ሞያውያንን ካብ'ቲ ዝነበርኩዎ ዓውዲ ይፍለ። ይኹንምበር: ከም ናይ መጀመርታ ተመኩሮ ዓቢ ኮይኑኒ። ነቲ ዓውዲ ክፈልጦን ክፈትዎን'ውን ኣኽኢሉኒ።

*** ብድሕሪኡ ኣብ'ዚ ዓውዲ ዝሰራሕክዮ ስራሓት ከመይ ይመስል?**

እወ ደሓን ዝኾነ ስርሓት ሰሪሐ ኣለኹ። ኣብ 'ዳንዮም' ትብል ተኸታታሊት ፊልም ከም ገበነኛ: 'ኣይንጠላለም' ትብል ተኸታታሊት ፊልም ብጥቕሚ ትሰድዕ ጓል ዝሓዛ ገጸ ባህርያት ወኪለ ተዋሲአ ኣለኹ። ብሕጂ ትዝርጋሕ ናይ ኤሪቲቪ ተኸታታሊት ፊልም 'ገጽታ' እውን ጽቡቕ ተራ ሒዘ ተዋሲአ ኣለኹ።

ካልእ ኣብ ምዝርጋሕ ኣብ እትርከብ ተኸታታሊት ፊልም ሓዋላ: ከምኡ ከኣ 'ድንጋጸ'ቲ ጨካን' ፊዩቸር ፊልም ካልኣይ ክፋል ተዋሲአ ኣለኹ።

ኣብ'ዛ ሓዋላ ትብል ብብርሃነ ገብረትንሳኤ ዝተኣለየት ከም ፖሊስ ኮይነ ዝሰራሕኩላ ስራሕ: ዝሓዝኩዋ ገጸ ባህሪ ዝያዳ ዝሰሓበትኒ'ያ። ከም'ቲ ዝነገርኩኻ ሓያል ጓል ይፈቱ እየ። ሓያል ተኸታታሊት ገበንን መርማሪትን'ያ። ብሓፈሻ ካብ ሕርሲን ምውላድን ጀሚርካ ዘሎ ሓይሊ ጓል ኣንስተይቲ ይምስጠኒ'ዩ። መግለጺ የብሉን ክትብሎ ዘድፍር እዩ።

*** ካልእ ኣብ ውድድራት ቅዲ ኽዳን ይኹን ስነ ጽባቐ ከም ዳኛ'ውን ትንጥፊ**









**ኢኺ። ከመይ ይመስል ኣብ'ዚ ዘሎ ተመኩሮኺ?**

እወ። ምስ ሞያይ ስለ ዝተኣሳሰር ሓሓሊፈ ይነጥፍ እየ። ናይ መጀመርታ ተመኩሮይ ኣብ 2018 ኣብ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት ሳዋ ኣብ ዝነበረ ውድድር ከዳኒ፡ ብሃ.ግ.መ.ተ.ኤ ዕድመ ቀሪቡለይ። ሽው ጻዕቂ ስራሕኻ እንተ ነበረኒ፡ ነቲ ዕድመ ብጽቡቕ ስለእተቐበልክዎ ክሓልፈኒ ኣይደለኹን።

ኣብ'ቲ ውድድር ዝነበሩ ደያኑ ብዘይካይ ምኩራት እዮም ነይሮም። ሓቂ 'ሓይሽ ሓዳስ ስለዝነበርኩ፡ ምሉእ ምትእምማን ኣይነበሮምን። ገሊኦም'ውን ጥርጣረ ነይርዎም። ደሓር ሕቶታት ምስ በዝሐ፡ ሓደ ኣኼባ ተኻፊዱ ነናትና ተመኩሮን ኣመለኻኽታን ክንዛረብ ጀሚርና፡ ነቲ ዝነበረኒ ስራሕ፡ ተመኩሮን ምድላዋትን ምስ ረኣዩ ግን ዝያዳ እምነት የሕዲሮምለይ።

ኣብ ነንሕድሕድና ዝነበረ ምውህሃድ ከምኡ'ውን ኣወሃህባ ውሳነ'ውን ዘሐጉስ እዩ ነይሩ። ዋላ ንኑብሰይ ከም ዳኛ ኮይነ ክሰርሕ ከም ዝኽእል ፈሊጠ።

*** ከም ዳኛ'ም ንኑብስኺ ከመይ ረኺብክያ?**

ፍትሓዊትን ርትዓዊትን (ሰሓቕ) ዳንነት ሓቂ ይሓይሽ ናቱ ብድሆ ኣለዎ። እቶም ተወዳደርቲ ክዕወቱ ስለ ዝመጽኡ ውሳነ ዘይምቕባልን ምዕግርጋርን ኣሎ። እቶም ደያኑ ኸኣ ገለ ጉድለታት ስለ ዝረኣዩ ወይ ብልጫ ስለ ዝረኸቡ'ዮም ዘዐውቱን ዘየዕውቱን። ነዚ ክልተ ሓቂታት ክተመዛዝኖ ኣለካ።

*** ኣብ ብዙሕ ሞያ ምስታፍ ማዕረ ክንደይ ይብድሃኪ?**

ብኑብሰይ ክገብር በሃሊት'የ። ናይ ስድራይ ሓላፍነት ይኹን ካልእ ተደራራቢ ሞያ፡ ኣብ ህይወት ሽለልትነት ከም ዘይህልወኒ ገይሩኒ'ዩ። ጻዕረይ ከኣ፡ ነዚ ኹሉ ሞያታት ብሓንሳብ ጠርኒፈን ኣወሃሂደን፡ ከም ሓደ ካምፓኒ ገይረ ክሰርሓሉ'የ ዝደሊ።

*** ሳምራዊት ከም ሰብ ከመይ ምገለጽኪያ?**

ፈቃር፡ ኣማኒት ሰብ'ያ። ኣብ ናይ ሰብ ህይወት ምእታው ዘይትፈቱ፡ ጻዕራም ሰብ'ያ። ናይ ስድራኣን ናይ ኩለን ደቀንስትዮን ሓሳቢት'ያ። ብሓፈሻ ጥዕምቲ ሰብ'ያ።

*** ብልጫኣ?**

ንዝወረዳ በደል ቀልጢፋ ረሲዓ፡ ህይወታ ንቕድሚት ተቐጽል ምኳና።

*** ድኽም ጐና?**

ኣማኒት ምኳና

*** ኣብ ዓውዲ ፋሽን ሞዴላትኪ መንየን። ስለምንታይ?**

ብዙሓት'የን። ዕድል እንተ ሂብካኒ ክልተ ሰለስተ ክጠቅስ።

*** ሂበኪ 'ለኹ።**

ብሓፈሻ ሓንቲ ጓል ኣንስተይቲ ቀልጢፋ ክትበላሾ የብላን ዝብል እምነት ኣለኒ። ዋላ'ኳ ውሽጣዊ ጽባቐ እቲ ዝለዓለ ኣገዳሲ እንተ ኾነ፡ ደጋዊ ጽባቐ ኸኣ ርእሰ ምትእምማን ዝፈጥር እዩ። ኣብ ኣካላታ፡ ሕብሪ ቈርበታ፡ ትርኢታ፡ መኣዛኣ ክትግደስ ኣለዋ።

በዚ ኸኣ'የ ንኖዮሚካምበር ብፍሉይ ዘድንቓ። ዋላ 50ታት በጺሓ እንከላ፡ ማዕረ'ተን ንኣሸቱ ኣቃውማኣ ዓቂባ፡ ኣብ መድረኽ ምርኢት ክተቕርብ እንከላ ተምሳጥ ተሕድረለይ። ኢድካ ናይ ዘይምሃብ ምልክት ኮይና ትስመዓኒ። ካልእ ኢትዮጵያዊት ሞዴል ሊያ ከበደ ከምኡ ኸኣ ሞዴል ቤላ ሓዲድ. . ክሳብ ሕጂ ዕድመ ከይዓገተን ኣብ'ቲ ዓውዲ ደሚቐን ይቕጽላ ኣለዋ። ሊያ ንኣብነት ክሳብ ሕጂ ኣብ ዝለዓለ 50 ናይ ዓለም ሞዴላት ኮይና ትቕጽል ኣላ። ብሓፈሻ እዘን ዝጠቐስኩልካ፡ ነዚ ዓውዲ ደረት ዕድመ ንኸይህልዎ ዝገበራ'የን።

*** ኣብ ተዋስኦኺ? ኣብ'ዚኣ ግን ሓንቲ ዕድል ጥራይ እያ ዘላትኪ .**

ኣብ ተዋስኦ፡ ብዙሓት ዘድንቐምን ዘድንቐንን ሰባት ኣለዉ። ከም ሞዴል ርእየ ክኽተላ ዝደሊ ግን፡ ስነ ጥበበኛ ሲዶን ረድኢ እያ።

*** ኣብ ስራሕኪ እንታይ የነቓቕሓኪ?**

ብዙሕ ዘነቓቕሓኒ ነገር ኣሎ እንድዩ፡ ልዕሊ ኹሉ ግን ናይ ኣምላኽ ስራሕን ዲዛይንን የድንቐኒ። ነዚ ኹሉ ናይ ተፈጥሮ ስራሕ፡ ጽባቐን ውህደትን ክርኢ እንከለኹ፡ ቡቲ ርቀት ይድንቕ። ነዚ ምስትምቓር ከኣ፡ ኩል ግዜ ዘነቓቕሓኒ ነገር እዩ።

*** ናይ መጻኢ መደብኪ?**

ካብ ባህልና መሰረት ዝገበረ ኣህጉራዊ



ስራሕ ብምስራሕ፡ ሽም ሃገረይን ህዝበይን ከጸውዕ እደሊ። ከምኡ ከም ዝገብር ከኣ ምሉእ ምትእምማን ኣለኒ። ብዘይካ'ዚ ከምቲ ልዒለ ዝገለጽኩዎ ንኹሉ ሞያታተይ ኣወሃሂደ ክሰርሕ ይደሊ።

*** ንደቀንስትዮ መንእሰያት ተመሓላልፍዮ መልእኽቲ?**

እታ ቀንዲ መልእኽተይ፡ ደቀንስትዮና ሞያ ክህልወን ኣለዎ። ሞያኻ እዩ ዘንብረካ። ሰብ ኩሉ ግዜ ምሳኻ ኣይነብርን'ዩ። ስለዚ ተጸበይቲ ክኾና የብለንን። ርእሰን ዝኽእላ ክኾና ኣለወን። እዚ ክብል እንከለኹ፡ ክትሕገዝ የብልካን ማለት ኣይኮነን። ኣብ ነብሰን ግን ምትእምማን የድልየን። ካብ ጸላእቲ ኑብስና ምኻን ወጺእና፡ ኣፍረይቲን ኣፍቀርቲ ኑብስናን ክንከውን ኣለና። ኣብ ዝምድናታት ዘጋጥመን ማህሰይቲ'ውን ክብድህኦን ሓያላት ክኾናን ኣለወን።

*** ኣብ መወዳእታ ትብልዮ?**

ኣብ'ዚ ሕጂ እዋን ኣብ ዓውዲ ፋሽን ዘሎ መረዳእታ እናዓበየ ይመጽእ ኣሎ። ብዙሓት ሞያውያን ሞዴላት ይኹኑ ዲዛይነራት ይሰርሑ ኣለዉ። ነዚ ክእለታት ክንጸባረቕን ሓይሊ ክረክባን ብቐጻሊ ናይ ውሽጢ ዓዲ ውድድራት የድሊ። ብዘይካ'ዚ ኣብ ኣህጉራዊ መድረኽ'ውን ክንሳተፍን ክንዕወትን ዘድሊ ምድግጋፍ ክግበረልና እሓትት።

*** የቐንየልና!**

ግርማይ ኣብርሃም

# ፈጠራዊ ኣተሓሳስባ

ፈጠራዊ ኣተሓሳስባ፡ ኣብ ህይወት ደቂ-ሰብ ውልቃዊ ደረጃ ዘዕብን ናብ ዘይተበጽሐ ክዉንነት ወይ ንዓለም ብኻልእ ሸነኽ (ዘይተለምደ) ኣጠማምታ ንኽንርእያ ዝሕግዝን ጥበባዊ ክእለት'ዩ። ዋላ'ኳ ኣብዚ እዋን'ዚ ኩሉ ሰብ ምስ ፈጠራዊ ዓቕሙ ከም ዝውለድ እተረጋገጸ እንተ ኾነ፡ ክሳብ'ዚ ቀረባ እዋን፡ ፈጠራ ምስ ስነ-ጥበበኛታት፡ ሙዚቀኛታትን ተመራመርቲ ስነ-ፍልጠትን ጥራይ'ዩ ክተኣሳሰር ጸኒሑ። ኤድዋርድ ዴ ቦይ ዝተባህለ ናይዚ ዓውዲ'ዚ ክኢላ ከም ዘመልከቶ፡ "ብዘይ ፈጠራ ዕቤት ኣይምሃለወን። ንዘሎ ኣካይዳ ክንደጋግም ከኣ ምነበርና" ይብል። እቲ ጽቡቕ ዜና፡ ፈጠራኻ ከተበራብር ከም እትኽእልን ዝኣረገ ኣተሓሳስባታት ብምእላይ ሓደስቲ ናይ ምፍጣር ተኽእሎ ከም ዘሎን'ዩ።

ፈጠራዊ ኣተሓሳስባ፡ ህላወ ሓሳባት'ዩ። እቲ ናይ መወዳእታ ዕላማ መበቈላውን ባህላውን ተቐባልነት ዘለዎ ኹይኑ፡ ጠቓምቲ ዝኾኑ ነገራት ኣብ ህላወ ከተምጽኦም እንክለኻ'ዩ። ፈጣሪ ሓሳብ ክትከውን፡ ሓሳባት ኣብ እትውድነሉ እዋን ፈጠራዊ ምኺን የድሊ። እዚ ማለት ኣስፈሕካ ምሕሳብ፡ ብዙሕ መገድታት ምንዳይ፡ ኣብ ውድዓውነት ምእማን፡ ንኑብስኻ ኣብ ተበግሶ ምትብባዕን ምትንታንን'ዩ። ንእተለምዱ ናይ ኣተሓሳስባ መገድታት ምስባር፡ ተዓጻጻፊ ምኺን፡ ብመገዲ ሓደስትን ዘይተለምዱን ውህደታትን ተኽእሎታትን ኣብ መንጎ ዘይራኸቡ ዝመስሉ ነገራትን ሓሳባትን ምፍጣር ፈጠራዊ ኣተሓሳስባ ዝጠልቦ'ዩ። ብተወሳኺ ፈጠራዊ ኣተሓሳስባ ዘይንጹር ኲይኑ ንዝተሰምዓካ ምጽዋር፡ ንነገራት ብእተፈላለየ ሸነኻቶም ክትርእዮም ምኽኣል፡ ካብ ኣብ ሓደ ደው ምባል ስትራተጂታት ወይ ሜላ ምቕያር ማለት'ዩ።



ገለ ካብ ጠባያት ፈጠርቲ ሓሳባት፡ ሓድሽን ዘይተለምደን ነገራት ከምጽኡ ባህ ይብሎም። ዋላ'ውን ይጋገዩ ወይ ዓያሹ መሲሎም ይረኣዩ፡ ኣብ ፈተነ ክኣትዉ ወይ ሓደስቲ ሓሳባት ንምምጻእ ክፍትኑ ኣይፈርሁን። ጆሃን ዎልፍ ጋንግ ቮን ግዩዝ ዝተባህለ ገጣሚ፣ "ደፋራት ፈጠርቲ ሓሳባት ልክዕ ከም ዳማታት ቸዝ (chess men) ንቕድሚት'ዮም ዝምርሹ። ክወድቁ ይኽእሉ'ዮም። እንተኾነ ነቲ ጸወታ ክዕወትሉ'ውን ዘይክኣል ኣይኮነን፡" ይብል።

ከም ኣበሃህላ ተመራማሪ ስነ-ልቦና ሆዋርድ ግሩበር፡ "ናይ ፈጠራ ሰብ ካብ ባዶ ኣይኮነን ዝብገስ። ብራኢኡ፡ ተስፋኡ፡ ናይ ምፍታሽ ወይ ምድህሳስ ደስታኡ፡ ፍትወት ሓቂ፡ ኣብ ፈጠራዊ ንጥፈቱ ብዝፍጠር ታሕጓስ ተደሪኹ'ዩ ስርሑ ዘካውን።"

ፈጠርቲ ውልቀ-ሰባት፡ ልክዕ ከም ቈልዓ ናይ ምጽዋት፡ ምድናቕን ህርፋን ንዕግበተ-ህይወቶምን ይረኣዮም'ዩ። ልክዕ ክንብዩ ከም ዘይክእሉ ይኾኑ። ንነገራት ከኣ ኣኽቢዶም ኣይርእዩዎን። ተፈጥሮኣዊ ተውህቦኦም ከኣ ይዕቅብዎ። መስርሕ ኣተሓሳስባኦም ናብ ዘሰልኪ ነገራት ክኸይድ ወይ ደው ክብል ኣየፍቅዱን። ሓደ ሓደ እዋን ፈጣሪ ሓሳባት ንኽትከውን ዳርጋ ተኣምራታዊ ምኺን የድልየካ'ዩ። ንዝዓግቱኻ መናድቕ ከም ዘየለዉ ቈጺርካ ፈናጢስካዮም ትሓልፍ።

ንገለ ሓሳባትን ክልሰ ሓሳባትን (concepts and theories) ብምትሕውዋስን ብምስፋሕን'ውን ክትፈጥር ትኽእል ኢኻ። ስነ-ጥበበኛ ቪንሰንት ቫን ጎኽ፡ ካብ ሓደስቲ ሓሳባት ስነ-ጥበበኛታት ሞነትን ጂዮርጂስ ሲወራትን ብምብጋስ ኣዝዩ መበቈላውን ገላጽን ቅዲ ክፈጥር ክኢሉ'ዩ። ፓብሎ ፒካሶ ንባዕሉ፡

ብናይ ገለ ስነ-ጥበበኛታት ሓሳባትን ምንቅስቓሳቶምን ኣዘዩ'ዩ ተጸልዩ።

ሓደ ሓደ እዋን፡ ንቑሕ ኣእምሮ (conscious mind) ግድላት ክፈትሕ ኣብ ዘይክእለሉ ግዜ፡ ኣእምሮ ትሕተ-ውነ (subconscious mind) ኪንዮ ትርኢታት ብምኻድ ስራሑ የካይድ። ድሕሪ ገለ ምንጭጫሕ ሓሳባት ከኣ ብዘይተጸበናዮ መገዲ ፍታሕ ይመጽእ። ከምዚ ዓይነት ክስተት ካብ ዘጋጠሞም ስነ-ጥበበኛታት ሓደ ጀርመናዊ ገጣሚ ራይነር ማርያ ሪልክ'ዩ። ንሱ፡ "ዲኖ ኤሌግስ" ንዝርእስታ ነዋሕ ግጥሙ ንምጽሓፍ ንዓሰርተ ዓመታት ዝኣክል ተሸላቢቱ። ኣብ መወዳእታ ግና ኣብ ውሽጢ ሒደት ግዜያት ብዘይ ዳግመ-ምንባብ 1,200 መስመራት ዘለዋ ግጥሚ ኵይናትሉ። እዚ ብዘይ ጻዕሪ ወይ ብሃንደበት ዝመጽእ ሓይሊ፡ "እዋን ዋሕዚ" (period of flow) ይበሃል።

ሕልምታት ሓሳባት ዘፍልቑ ዓበይቲ መበገሲታት'ዮም። ሓያሎ ስነ-ጥበበኛታት፡ ጸሓፍትን ሙዚቀኛታትን ብሉጽ ስርሓቶም ደቂሶም ከለዉ ከም ዝውለድ ይገልጹ። ንኣብነት ሚሎዲ ናይታ ሓንቲ ካብተን ፍቱዋት ደርፍታት ክትከውን ዝበቕዐት ናይ ቢትልስ ደርፊ (የስተርደይ)፡ ንፓውል ማክ ካራትኒ ኣብ ሕልሙ ዝመጽኣቶ'ያ። ዋላ'ኳ ኣብ ፈለማ ብዛዕባ መበቀላውነታ እንተ ተጠራጠረ፣ ጥዕምትን ፍትውትን ደርፊ ክትከውን በቒዓ'ያ።

ናይ ቀትሪ ሕልሚታት (ደይ ድሪምስ) እውን ኣብ መስርሕ ፈጠራ ኣገደስቲ'ዮም። ምኽንያቱ፡ ኣእምሮ ኣብ ኣዝዩ ዓሚቝ ሓሳባት ስለ ዝሽመም። እዚ ምስ ውሽጥና ኣብ እነዕልለሉ እዋን'ዩ ዝኽሰት። እዚ ክስተት'ዚ "ኣልፋ ስቴት" ተባሂሉ ይጽዋዕ። እንትርፎ ኣብ ዝተወሰነ ነገር ምሕሳብ ንኻልእ ኣድህቦ ኣይትገብርን። ቅድሚ ምድቃስና ዘሎ ግዜ፡ ንኸምዚ ዓይነት ሓሳብ ኣዝዩ ምቹእ'ዩ። መኪና እንተድኣ ክትመርሕ ጸኒሕካ'ሞ፡ ንጉዕዞኻ ክትዝክሮ እንተ ዘይክኢልካ፡ ኣብ ኣልፋ ስቴት ኣቲኻ ነይርካ ማለት'ዩ። ጸሓፊት ሜሪ ሼሊ፡ ነታ ናይ ራዕዲ ዛንታ ዝሓዘለት፡ 'ፍራንክስተይን' እትብል ስርሓ፡ ለይቲ ኣብ መንጎ ድቃስን ምብርባርን እንከላ ዝደረሰታ'ያ። ናብ ከምዚ ዓይነት ኵነተ-ኣእምሮ ንምምጻእ ኣዕሚቝካን ሃዲእካን ብምስትንፋስ ኣእምሮኻ ኣንጸሃየ። ኣብ ህድኣትን ዝለዓለ ንቕሓትን ንኽትኣቱ፡ ሰብነትካን ኣእምሮኻን ካብ ጸቕጢ ኣናግፎ። ሰብነትካ እናተሓጸብካ'ውን ኣብ ከምዚ ዓይነት ኵነተ-ኣእምሮ ክትኣቱ ትኽእል ኢኻ።

ብዘይካ'ዚ ንፈጠራዊ ኣተሓሳስባኻ ዝሕግዙ ካልኦት ፈኵስቲ ነገራት ኣለዉ። ንኣብነት ልስሉስ ወይ ድማ ክላሲካል ሙዚቃ ምስማዕ ጽቡቕ'ዩ። ገለ ንፈጠራዊ ኣተሓሳስባኻ ካብ ዝጸልዉ ነገራት ንምጥቃስ ድማ፣-

- ስሩዕ ኣካላዊ ምንቅስቓስ ምግባር
- እተመጣጠነ መግቢ ምውሳድ
- ርእስ ተኣማንነትካ ምዕባይ
- ዝረኣኻዮም ፍጻመታት እትምዝግበሉ ጥራዝ (ጆርናል) ብምድላው፡ ግጥሚታት፡ ሓጸርቲ ዛንታታት፡ ደርፍታትን ካልእን ምጽሓፍ
- ስእለ-ኣእምሮኣዊ ልቢ-ወለድ (imaginative fiction) ምንባብ
- ንኣጠቓቕማ መዓልታዊ ንጥፈታት ብዝምልከት ኣማራጺታት ምንዳይ
- ንዘይመሳሰሉ ነገራት ዘመሳስሎም ክትረኽበሎም ምፍታን
- ንኽትሓስብ ዝድርኹ ቦታታት ምብጻሕን ካልእን

ምንጪ፡ መጽሓፍ *Test Your Creative Thinking*



# መሓዛ

## መን’ዩ ዝመርጸልካ?

ሰዓት ሓደ ድሕሪ ቐትሪ እዩ። ስድራይ መኣዲ ተቐሪቦም ኣለዉ። ናይ ትምህርቲ ክዳነይ ክሳዕ ዝቕይር ብዓቕሊ ክጽበዩኒ ጸኒሖም። ምድንጓይ ስለ ዝተደጋገሞም’ውን ኣይተሓጐሱን።

“ማማ ምስኣን ኣይትኺዲ ኢልክያ ኣይትሰምዕን እያ። ንሰን እየን ዘደንጒይኣ ዘለዋ” በለ ምንኣሰይ ሓወይ። ምዕባየይ’ውን ኣይገደፈትን። ሰሚዐ ከም ዘይሰማዕኩ ብቐጥታ ናብ መኣዲ ተጸምበርኩ። ዝተበገሰ ነቐፌታ ንሓጺር ካልኢት ደው በለ። መኣዲ ምስ ተቐረበ ክትዕ ኣይፍቀድን እዩ፡፡ ኣብ መንጎ መኣዲ ናይ ማማ ሞባይል ደወለት። ኣልዓለታ። ደዋሊት ሚካል መሓዛይ እያ። “ኣየ ሳራ!” በለትኒ ማማ።

ሳራ እየ ዝብሃል። ጓል ዓሰርተ ኣርባዕተ ዓመት እየ። ኣብ ውዑይ ዕድመ እርከብ። ብናይ ማማን ዓቢ ሓወይን ናባይ ዝድውላ መሓዙተይ ብዙሓት እየን።

“መሓዙት ኣይትበዝሒ፤” ዝብል ምኽሪ ክቕበሎ ኣይክኣልኩን። “ደረት ቍጽሪ መሓዙት ኣለዎ ድዩ? ምሕዝነት ብኸመይ ድዩ ዝጥረ? መን ከ እዩ ዝመርጸልካ?” ዝብል ብዙሕ ሕቶታት እየ ዘቕርብ።

“በቃ ኢለኪ ኣለኹ” ብምባል ማማ ናብ ዕጽው ኣፍደገ ኣብጺሓትኒ ኔራ። ኣይኣመንኩላን። ሞባይል እናኣቐበለትኒ- ነታ ዘረባ ደገመታ። ሰላምታ ከየንዋሕኩ፡ ንሚካል ንራኽበሉ ቦታ ሓቢረ ተሌፎን ዓጸኽዋ። ምስ ሚካል ምቍጻረይ ኣይተሓጐሰትን። ተጸዊጋ’ውን ጠመተትኒ።

መኣዲ ተላዕለ።

“ሳራ፡ ምስዘን ቈልዑ ምኻድ ዘይትገድፍዮ?” ዘረባ ኣበገሰት ማማ፡ ብህድኣት። ቃናኣ ቕይር ዝበለ ኾይኑ ተሰሚዑኒ።

“ኣይትመሳሰላን ኢኽን። ብዕድመ’ውን ኣይትራኸባን” ኣጋነነት ማማ።

“ከይጸልዋኺ እዛ ጓለይ” ጽውግታ ገጻይ ርእያ፡ ነታ ዘረባኣ ኣለስለሰቶ። ብዓሰርተ ዓመት ዝዓብየኒ በኹሪ ሓወይ፡ ነታ ዘረባ ንኽምልኣላ ጐረሮኡ ጸረገ።

“መንእሰይ ብሓድሽ ነገር ቀልጢፉ እዩ ዝጽሎ። መንእሰይ ብመንእሰዩ’ውን እቲ ኣብ ግርዝውና ዝርከብ እዩ።” በለኒ። እቲ ሓሳብ ኣየካትዕን እዩ። ፍሉጥን ኲሉ ግዜ ዝደጋገምን እዩ።

ዳኒኤል ዝፈትዎ ዓቢ ሓወይ እዩ። ህድኣቱን ናይ ምርድዳእ ዓቕሙን ኣዝዩ እዩ ዝምስጠኒ። ካብ ኮለጅ ተመሪቑ ስራሕ ካብ ዝጅምር ክልተ ዓመት ጥራይ እዩ ኣሕሊፉ። እቲ ኣብ ገዛ ምምሃርን ምርድዳእን ግን ኣይገደፎን። ዳኒኤል ፈታው ገዛ እዩ። ሓላፍነት ናይ’ቲ ብስራሕ ቀጻሊ ዝገይሽ ኣቦና እዩ። ኣርኣያን ኣብነትን ክኾነና እዩ ዝጽዕር። “ማዕዳ እንተ በዚሑ ኣይጽቡቕን እዩ” ኢሉ ናብ መደቀሲኡ ተበገሰ።

“ሓንሳብ እሞ ኮፍ በሊ.” ብጥዑም ቓላት እናሰሓቐ ብኢደይ ሒዙ ኮፍ ኣበለኒ። ዝተዛረብክዎ ድኣ እምበር ዝተነገረኒ ክሰምዕ ባህ ኣይብለንን እዩ።

“ሕራይ ‘ቢግ ብራዘር’” በልክዎ። ንዳንኤል ኣብ ክንዲ ኣያ፡ ብቢግ ብራዘር ኢና ንጽውዖ።

“ሳራ ሓፍተይ...ንስኺ እምበር ንሰን ክጸልዋኺ የብለንን። ምኽንያቱ ንስኺ ንፉዕቲ፡ ብልጽቲ፡ እርምቲ ሰብ ክትጸልወኪ ይግባእ።” በለኒ።

“ይጸልዋኺ ኣለዋ ድዩ ዘረባኻ?” ሓተትክዎ ንዳኒኤል ከም ሕርቕ ኢለ። ብቕንያቱ ማማ ነታ ዘረባ ከተኰማስዓ እያ ቐንያ። ኣብ ምምራጽ መሓዙት ኣይተረዳዳእናን። “መሓዛይ መን ድዩ ክመርጸለይ ዝግባእ?” ባህ ኣይበላን። ዳኒ ሓወይ’ውን ከምኡ። ምዕባየይ ግን ናይ ነገር ጓል “ንሕና” በለትኒ ብስምዒት። ናይ ክልተ ዓመት ጥራይ እዩ ፍልልይና።

“ምስ ሄለን እምበር ምስ በዓል ሚካል ከይትኸዲ ዝብሃል ኣይሰምዕን እየ።” በልክዎ- ነቲ ክርድኣኒ ዝኽእል ዓቢ ሓወይ። ብግደ ሓቂ መምርሒ ማማ ክቕበሎ ተሸጊረ እየ። ኹላተን መሓዙተይ እየን። ነናተን ጽባቐ’ውን ኣለወን።

ሚካል መሓዛይ ኲሉ ግዜ ጽቡቕ እያ ትኽደን። ዕላላ መሳጢ እዩ። ልዕሊ ኹሉ ግርህነት ኣለዋ። ኣብ ትምህርቲ’ውን ድኽምቲ ኣይኮነትን። ምናልባት ብኽልተ ዓመት ትመርሓኒ

ትኸውን። ፈሩዝ'ውን ከምኡ።

ሄለን፡ ንፍዕቲ ናይ ትምህርቲ ሰብ እያ። ቀ'ጥብቲ፡ ካብ ምዝራብ ምስማዕ ዝያዳ ባህ ይብላ። መማህርትና ብጐራሕን ልባ ዘይትርከብን ሰብ ይገልጽኣ። ኣብ ኣካዳድና ብዙሕ ግድስቲ ኣይኮነትን። ሳሕቲ ናይ ዓበይቲ ኣሓታ ዝነበረን ግዜኡ ዝሓለፎን ክዳን ተኸዲና ናብ ትምህርቲ ትመጽእ። ሓቂ 'ሓይሽ ብሄለን እሓፍር እየ።

"ብሉጽ ሓንጐል እምበር ምሩጽ ክዳን እንታይ ይገብረለይ? ካብ ደገይ ውሽጠይ ተጸበቐ ይሓይሽ" ዝብል እምነት ኣለዋ። ብኣከዳድንኣ ንዝስሕቕ ሰብ ግዲ ኣይትገብረሉን እያ።

ሚካል፡ ፈሩዝን ሄለንን ናብ ገዛና ኣብ ዝመጸሉ፡ ኩላተን ንሓቀኛ ባህርያተን ኣይሓብእኦን እየን። ኣከዳድንኣን'ውን ኣይቅይራን እየን። ማማ፡ ብሚካልን ፈሩዝን ሕጉስቲ ኣይኮነትን።

"እንታይ ማለት እዩ ኣብዚ ዕድመ እዚ ኸምዚ ዓይነት ኩሕሊ? ኣበይ ንምብጻሕ እዩ ከምዚ ዓይነት ምምሻጥ? እንታይ ዓይነት ክዳን እዩ?.. ከምዚ ዓይነት መነጸር ዓይኒ..." እናበለት ብዙሕ ነቐፌታ ተቐርበለን። ንገሊኡ እኳ እድግፎ እንተ ነበርኩ፡ "ስለምንታይ እያ ናተይ ምርጫ ወዲኣስ፡ ናብ መሓዙተይ ትሰግር ዘላ?" ዝብል ሕቶ ከበግስ እግደድ።

"ሰብ ብደጊኡ ዲኻ ትመርጾ?" ክብላ'ውን እፍትን እየ። ንማማ ከምኡ ዓይነት መልሲ ክህባ ይኽእል ኣይነበርኩን። እቲ ናይ ምዝርራብን ምብህሃልን መኣዲ ኣይፈጠርናዮን። ሰሚዐ ስቕ ምባል ግን ከም መልሲ ሓሰብክዎ።

"ብሕልፊ ሚካል ክትጸልወኪ እያ" ምባላ ኣይተዋሕጠለይን።

ብውሽጠይ "መቕሎ ዶ ፎርኖ ኮይና" ክብል ስለ ዝሓሰብኩ፡ ዘረባይ ንኣይ ኣስሓቐኒ። ስሓቐይ ንማማ ኣሕረቓ። ሕርቃና ኣብ ገጻ ርኣኹዎ።

"ሳራ! ኣብ ቁምነገር ዘረባ ትስሕቒ?" ኲረየለይ፡ ምንኣስ ሓወይ። ነገር ምዕባይን ምንኣስይ ምክሳስ ኣይተርፍን እዩ። ካብ ምዕባየይ ግን ንሱ ይሓይሽ ቕሩብ ይርድኣኒ እዩ።

"ማማ ይቕረታ ብዘረባኺ ኣይኮንኩን ስሒቐ።" በልክዎ። ዘመኽንዮ ግን ጠፊኡኒ። ስቕ ኢለ ናብ መደቀሲአይ ኣተኹ። ዳኒኤል ሓወይ ደድሕረይ ሰዓበ። ዝሕለፎ ህይወትን ዛንታ ኣዕሩኽቱን ብዝርዝር ገለጸለይ።

"ሳራ ሓፍተይ ጽልዋ መዘና ሓያል እዩ። ክትጥንቀቕሉ እንተ ዘይክኢልካ..." ምስ በለኒ፡ ርእሰይ ኣቕኒዐ ጠመትክዎ። ዘረባኡ ከወድኦ ኣይደለኹን።

"ጽልዋ፡ ኣብ ባህርኻ ለውጢ ክትገብር ዝድርኽ ሓይሊ እዩ። መዘና ክጸልወኪ ይኽእል እዩ። ኹሉ ግዜ ናብ ጽቡቕ ተበገሲ። ብጽቡቕ ተመሰጢ። ንስናይ ሰዓቢ። ስለዚ፡ መሓዙት ባዕልኺ ምረጺ። ኣብ ምርጫ ከይትጋገዪ ጥንቅቕትን ትኩርትን ኩኒ" በለኒ። ብሓሳቡ ተሰማምዕኩ። ክዳነይ ቀይረ ናብቲ ሚካል ዝቐጸረትኒ ቦታ ተበገስኩ።

# ፈትኑ

**ዑስማን ኣብ ከባቢኡ ንዘረኽቦ እንቁሩዖብ ሒዙ ንገዛኡ ወሰዳ። ምእንቲ ኪይትመውት፡ ኣብ ፕላስቲክ ማይ መሊኡ ኣእተዋ'ሞ፡ ነታ ፕላስቲክ ቀጠው ኣቢሉ ኣሰሩዋ ሓደረ። ንጽባሒቱ ነታ እንቁሩዖብ ኣብ ማይ ዝመልአ ሸሓኒ ኣእተዋ። እንተ ኾነ እታ እንቁሩዖብ ክትንቀሳቐስ ኣይከኣለትን። ገላቢጡ ረኣያ፡ ኣእዳዋን ኣእጋራን ዘርጊሓ ከም ባምቡላ ነቒጻ! ስለምንታይ?**

* ነዛ ሕቶ ኣንቢብኩም ከይወዳእኩም እንተድኣ መሊስኩማ፣ ኣዚኹም በላሕቲ ኢኹም።

* ኣንቢብኩም ምስ ወዳእኩም እንተኾይኑ፣ በላሕቲ ኢኹም።

* ድሕሪ ገለ ካልኢት (ሰከንድስ) ወይ ሓሲብኩም እንተኾይኑ፣ ንፋዓት ኢኹም።

* ባዕልኹም ተመራሚርኩም እንተመሊስኩማ ፣ ርእሰ ተኣማንነት ኣለኩም።

*ደጊምኩም እንተኣንቢብኩማ፣ ዘንጊዕኩም ጸኒሕኩም ኣለኹም።

* ምምላሳ ኣጸጊማትኩም ጸኒሓ እታ መልሲ ምስ ረኣኹም፣ እታ ሕቶ ቀላል ምንባራ እንተድኣ ተገንዚብኩም፣ ምስትውዓል ከድልየኩም'ዩ።

እታ መልሲ ኣዝያ ቀላል'ያ፣ ኣብዛ ህሞት እዚኣ ተተንፍሱ'ዶ ኣለኹም?

እወ። ኣየር ትረኽቡ ስለዘለኹም ብህይወት ኣለኹም። እቲ ዓሳ ግን ኣየር ወይ ኦክስጅን ስለ ዝሰኣነ ብህይወት ክቕጽል ኣይከኣለን። ሞይቱ!

**መለሳ**







# ዶክተር ናይእግዚእ ገብረመድህን

## ኣብ 90 ዓመቶም ኣብ ናይ ኣፍሪቃ ዝነውሐ እምባ ደይቦም ባንዴራ ኤርትራ ዘንበልበሉ ኣቦ

ኣብቲ ንኸትድየቦ ጥራይ መዓልታት ዝወስድ ናይ ኣፍሪቃ ዝነውሐ እምባ ክሊማንጃሮ ካብ ዝሓኾሩ ሰባት፡ ኣና ሎሪሞር ዝተባህለት ጓል 89 ዓመት ሽማግለ'ያ ብዕድመ ኣብ መዝገብ ክብረወሰናት ዓለም ክትሰፍር በቒዓ ዘላ። ኤርትራዊ ዶክተር ናይእግዚእ ገብረመድህን ነቲ ኣስታት 6000 ሜትሮ ካብ ጽፍሒ ባሕሪ ዝብርኽ ክሊማንጃሮ ኣብ 2018 ኣብ መበል 84 ዓመት ዕድመኦም ክድዩቡዎ በቒዖም እዮም። ኣብዚ ቅንያት ከኣ ነቲ ኣብ ኣፍሪቃ ድሕሪ ክሊማንጃሮ ዝስዕብ፡ 5,200 ሜትሮ ልዕሊ ጽፍሒ ባሕሪ በሪኹ ዝርከብ "እምባ ኬንያ" (Kenya mountain) ኣብ መበል 90 ዓመቶም ክሳብ ጫፍ ብምድያብ ሓድሽ ታሪኽ ሰሪሖም ኣለዉ!!

ብ1934 ዓ.ም. ዝተወልዱ ዶክተር ኢንጂነር ናይእግዚእ ገብረመድህን ካብ ብንእሽቶኦም ኣትሒዞም በዳሂ ዝኾነ ስፖርታዊ ምንቅስቓስ ምዝውታር ባህ ይብሎም ከምዝነበረ የዕልሉ። ተማሃራይ ካልኣይ ደረጃ እንከለዉ ንፉዕ ተጻሳጣይ ኮይኖም ነይሮም። ጸኒሖም ስራሕ ምስ ጀመሩ ከኣ፡ ኣብ ስፖርት ቅድድም መኪና ኣትዮም ሓያል ተወዳዳርነትን ብቕዓትን ኣንጸባሪቖም። ኣብ እምባ ክሊማንጃሮን እምባ ኬንያን ክሓኹሩ ካብ ዝጅምሩ ድማ እንሆ ልዕሊ 60 ዓመት ኮይኑ!

ወዲ 25 ዓመት እንከለዉ እዮም ኣብቲ ብዙሓት ሰባት ክበጽሑዎ ሃረር ዝብሉ፡ ግና ድማ ዘይዕወቱሉ ክልተ ናይ ኣህጉር ኣፍሪቃ ዝነውሑ ጎቦታት ክሊማንጃሮን እምባ ኬንያን ክሓኹሩ ዝጀመሩ። በብእዋኑ ኽኣ ብጠቕላላ 18 ግዜ ሓኹሮምዎም ኣለዉ። ኣርባዕተ ግዜ ኣብ ክሊማንጃሮ፡ 14 ግዜ ድማ ኣብ እምባ ኬንያ!!! ኣብ ጫፍ ናይ ክሊማንጃሮ ምስ በጻሕካ፡ "ሕጂ ኣብቲ ናይ ኣፍሪቃ ዝነውሐ እምባ ኢኻ ዘለኻ፡ እንቋዕ ሓጎሰካ" ዝብል ጽሑፍ ዝርከቦ ዓቢ ታቤላ ይርከብ። ናብቲ ጎቦ ከም ዝሓኾርካ ቀንዲ ምስክርካ ብምዃኑ ኸኣ፡ የግዲ ኣብኡ ምስኣል ከድልየካ እዩ። ኣብቲ ካብ ኣፍሪቃ ካልኣይ ዝበረኸ እምባ ኬንያ'ውን ተመሳሳሊ ታቤላ ይጎንፈካ እዩ። ዶክተር ናይእግዚእ እምበኣር ኣብዚ ክልተ እምባታት'ዚ ምስ ደየቡ፡ ባንዴራ ኤርትራ እናንበልበሉ ኣብቲ ታቤላታት ስእሊ ይወስዱ እዮም። ኣብዛ ኣብዚ ቅንያት ኣብ 90 ዓመቶም ዝደየቡዋ እምባ ኬንያ ዝተሳእሉዋ እያ እዛ ኣብ ስእሊ ባንዴራ ሒዞም ትረኣየና ዘላ።

ዶክተር ናይእግዚእ ገብረመድህን ኤርትራ ናጽነታ ኣብ ዝወሰደትሉ ዓመተ 1991 ካብ ደገ ጠቕሊሎም ብምእታው፡ ኣብ ሓራ ኤርትራ ናይ ፈለማ ላዕለዋይ ሓላፊ ክፍሊ ኣከባቢ ኾይኖም ብምስራሕ ታሪኽ ሰኒዶም እዮም። ኣብ ትካል ኣከባቢ ውድብ ሕቡራት ሃገራት ጨንፈር ኣፍሪቃ ብደረጃ ሓላፊ ንነዊሕ ዓመታት ዝሰርሑ ምኩር ሞያዊ ብምዃኖም፡ ኣብ ኤርትራ ኣትዮም ምስርሖም ነታ ሓዳስ ሃገር ዓቢ ኣበርክቶ እዩ ዝነበረ።

ዶክተር ናይእግዚእ፡ ብሲቪላዊ ምህንድስና ዝተመረቑ ኢንጂነር ብምዃኖም'ውን ዋና ዳይረክተር ቤት ጽሕፈት ውጥን ዕቃበ ባህላዊ ቅርሲ ኤርትራ ብምዃን ንኣስመራ ኣብ ዩኔስኮ ናይ ምምዝጋብ ከቢድ መጽናዕትን መስርሕን ዝፈለሙ ሃገራዊ ምሁር ክኾኑ በቒዖም እዮም። ን15 ዓመት ኣብ ኤርትራ ድሕሪ ምግልጋሎም ከኣ፡ ኣብ 2006 ማለት ኣብ መበል 72 ዓመቶም ተፋንዮም ብሕክምና ናብ ኣመሪካ ኺይዶም።

ኣቦ ሰለስተ ውሉዳት ዝኾኑ ዶክተር ኢንጂነር ናይእግዚእ ገብረመድህን ዋላ'ኳ ብዕድመ እንተ ደፍኡ ኣካላዊ ምንቅስቓስ ኣየቋረጹን። ኣብ መዓልቲ ክሳብ 10 ኪ.ሜ ብእግሪ ብምጓዓዝ ከኣ ኣካላቶምን ኣእምሮኦምን የንቀሳቕሱ፡ የዛንዩ። "እዝግሄር እንተ ፈቒዱዎ ኣብ እምባ ክሊማንጃሮ ሓንሳብ ክሓኹሩ መደብ ኣለዎም። እዚ እንተ ሰሊጡዎም "ኣብ ክሊማንጃሮ ኣብ መበል 91 ዓመቶም ዝሓኸሩ" ተባሂሎም ክብረወሰን ዓለም ክጭብጡ ክበቕዑ'ዮም። ዶክተር ናይእግዚእ ገብረመድህን ዝተረፈ ዕድመኦም ኣብታ ዘፍቅሩዋ ሃገሮም ኤርትራ ክሕልፉዎ መዲቦም ከም ዘለዉ ገሊጾም ኣለዉ።

**ሳምሶን ሃይለ**

# ቅድድም ብሽክለታ ኤርትራ
## እቲ ዘይብተኽ ሰንሰለት

**ኣማኑኤል ኣልኣዛር**

“ሓንቲ ሃገር ኣብ ኣህጉራ ንዝካየድ ስፖርታዊ ፍጻመ ከም ናይ ሃገራዊት ጋንታ ቅድድም ብሽክለታ ኤርትራ ገይራ ክትዕብልሎ ዝኽኣለት የላን።” ዝብል መግለጺ ዝተጋነነ ወይ ስምዒታዊ ክመስል ይኽእል እዩ። ካብ ሓቂ ዘይረሓቐ ሓሳብ ምዃኑ ንምብራህ ግን ኣብነታት ከተቕርበሉ ይከኣል እዩ።

ኣብ ቅድድም ብሽክለታ ጥራይ ዘይኮነ ኣብ ኩሎም ዓይነት ስፖርታዊ ፍጻመታት፡ ብፍላይ ከኣ ዓመታዊ ኣብ ዝካየዱ፡ ሃገራዊት ጋንታ ቅድድም ብሽክለታ ኤርትራ 10 ካብ 13 ዓመታት ብ6 ዝተፈላለዩ ተቐዳደምታ ተመሪሓ ወርቂ ሜዳልያ ቻምፕዮን ኣፍሪቃ ዓቲራቶ ንዘላ ክትዓረግ ትኽእል ሃገር ፈጺማ የላን። ልዕሊ 80 ዓመታት ዕድመ ኣብ ዘለዎ ቅድድም ብሽክለታ ኤርትራ፡ ሰንሰለቱ ከይበተኸ 3 ወይ 4 ወለዶታት ብሪለይ እናተቐባበሉ ዓወታቱ ዓቂቦም ኣብ ምጕዓዝ ይርከቡ።

ቻምፕዮን ኣፍሪቃ 2024 ኣብ ኬንያ ከተማ ኤልዶረት እዩ ተኣንጊዱ። ሃገራዊት ጋንታ ኤርትራ ካብ 2010 ንደሓር ኣብዚ ውድድር ሓፊሳቶ ብዘላ ብዝሒ መዳልያታት መዳርግቲ የብላን። በዚ ኸኣ ጠመተ ኩለን ተሳተፍቲ ሃገራት እናኣኽበባ'ያ ትኣትዎ። ኣብዚ ናይ ሎሚ ዓመት ቻምፕዮን ኣፍሪቃ ኣብ ውሽጢ ሃገር ብዝወዳደሩ ተቐዳደምቲ ጥራይ ንምስታፍ ወሲና ልዕሊ 10 ዝበጽሑ ፕሮፌሽናል ተቐዳደምታ ገዲፋ'ያ ምድላዋታ ኣጻፈፋ።

እቲ ውድድር ኣብ ምቕራቡ ግን ሓደ ክስበር ዝነበሮ ክብረወሰን ኣብ ግምት ብምእታው ነቲ 2 ጊዜ ኣከታቲሉ ቻምፕዮን ኣፍሪቃ ዝነበረ ፕሮፌሽናል ተቐዳዳማይ ሄኖክ ምሉብርሃን (ክለብ ኣስታና) ሓዊሳ፡ ቅድሚ ሕጂ ተበጺሑ ንዘይፈልጥ ስሉሳዊ ዓወት ቻምፕዮን ኣፍሪቃ ውልቀ ተቐዳዳማይ ንኸተጽሕፍ ጻውዒት ኣቕሪባትሉ። ከይተዳለወ ዝኣተዎ ውድድር ድዩ ነይሩ? ሕቶ ቀሪብሉ ሄኖክ፡-

**“ቀዳማይ 3 ጊዜ ቻምፕዮን ኣፍሪቃ ዝኾነ ተቐዳዳማይ ክጽዋዕ ሕልሚ ነይሩኒ። ሃገራዊት ጋንታ ኣብ ውሽጢ ሃገር ብዝቀዳደሙ ጥራይ ክትውከል ከም ዝወሰነት ምስ ፈለጥኩ ግን ምስ ክለበይ ናብ ዘካይዶም ውድድራት ኣማዕድየ እሰርሕ ነይረ። ድሒሩ ጻውዒት**











**ምስ ቀረበለይ ዓይነይ ኣይሓሰኹን፡ ምኽንያቱ ካብ ነዊሕ ኣትሒዘ ዕላማ ዝገበርክዎ እዩ። ሓላፊ ክሉብና ቬነክሮቭ ውን ብሓጎስ ተቐቢሉ ከኸይድ ነጊሩኒ። ብፍሉይ ንቻምፕዮን ኣፍሪቃ ኣይተዳለኹን ክኸውን ይኽእል'የ... ኣብ ጸወታታትን ውድድራትን ስለ ዝነበርኩ ግን ምስ ኮንድሽነይ'የ ነይረ።"**

ካብ ብሉጻት ተቐዳደምቲ ሃገርና ብምዃንናይ ጸወታ ግዚኡ ዘሕለፈ፡ ኣብ ምስልጣን ክለባትን ሃገራዊት ጋንታ ኤርትራን ነዊሕ ዓመታት ሰሪሑ ዘሎን ዮናስ ዘካርያስ (ሓላባይ)፡ ኣብ ኤሊትን ትሕቲ 23 ዓመትን ንትሳተፍ 8 ተቐዳደምቲ ዝኣባላታ ሃገራዊት ጋንታ ኤርትራ ብተቐዳደምቲ፡ ሜሮን ተሾመ (ሓለቓ ጋንታ)፡ ሄኖክ ምሉብርሃን፡ ሚልክያስ ማእከለ፡ ጳውሎስ ክፍሎም፡ ናታን መድሃኔ፡ ዳንዮም ፍጹምብርሃን፡ ሄብሮን ብርሃነን ኑርኣሕመድ ዓብደልውሃብን እዩ ኣቑምዋ።

154.4 ኪ.ሜ ንምሽፋን ውድድር ብግስ ምስበለ'ዮም ኣግማል ቀይሕ ባሕሪ ን96 ተቐዳደምቲ ካብ 16 ሃገራት ኣብ መበገሲ ሕንጻጽ ዝተረኽቡ ብልዕሊ ዓቕሞም ፍጥነት ወጢጦም ናብ መዛዘሚ ሕንጻጽ ከዓዕዝዎም ጀሚሮም። ፕረዚደንት UCI፡ ዳቪድ ራፓርቲየንት፡ ኣብ መዛዘሚ ሕንጻጽ'ዚ ውድድር ተረኺቡ ዝመስከሮ ሓደ ሓቂ ነይሩ፡ ንሱ ይብል፦ "ውድድር ብፍጥነት ጀሚሩ ብፍጥነት ምውድኡን ተመዝጊቡ ዘሎ ሰዓት ክርእዮ ከለኹን ቅድድም ብሽክለታ ኣፍሪቃ ይዓቢ ከምዘሎ እዩ ኣረዲኡኒ።" ዝብል ሓሳቡ፡ ብተዘዋዋሪ መንገዲ ነቲ ሃገራዊት ጋንታ ኤርትራ ጀሚሩ ክሳብ ዝውድእ ብሸሞንቲኦም ተቐዳደምታ ካብ ሕንጻጽ ናብ ሕንጻጽ ዘርኣየቶ ምርሒት እዩ ኣድኒቑ።

ኡጋንዳዊ ቻርለስ ካጉሙ፡ ሓደ ካብቶም ቅልጡፍ ምዕባለ ኣምጺኦም ዘለዉ ተቐዳደምቲ ኣህጉርና እዩ። ኣብ ውድድር ጊዜ ዘመዝገቦ ዓወት ኣብ ውድድር ጽርግያ ከስርሓኒ'ዩ ዝበለ ክመስል ልዕሊ 50 ኪ.ሜ ተሪፉ እንከሎ መጥቃዕቲ ፈጺሙ ብምውጻእ ነቶም ንዓባይ ጉጅለ ተቐጻጺሮም ዝነበሩ ኤርትራውያን ተቐዳደምቲ ክፍትኖም መሪጹ። ነዊሕ ከይከደ ግን በቶም ንሄኖክ ምሉብርሃን ኣእጋሮም ንምሃብ ወፊሮም ዝነበሩ ሓለቓ ጋንታ ሜሮን ተሾመ ዝቕልሶም ኤርትራውያን ተቐዳደምቲ ተዋሒጡ።

ጉጅለ ተኣኪባ ናብ መወዳእታ 3 ኪሎ ሜተር ምስ በጽሐት እዩ መጥቃዕትን መልሰ-መጥቃዕትን ጀሚሩ። ኣብ መወዳእታ መሰስ ኢሉ ጫፍ ሕንጻጽ ዝረገጸን ቻምፕዮን ኣፍሪቃ 2024 ንምዃን ዝበቕዐን ከምቲ ልሙድን ዝደጋገም ዓወትን...ኤርትራዊ ተቐዳዳማይ ሄኖክ ምሉብርሃን እዩ። ን3ይ ተኸታታሊ ዓመቱ እዩ። ኣብ ታሪኽ'ዚ ውድድር ቀዳማይ ን3 ዓወታት (ሃትሪክ ቻምፕዮን ኣፍሪቃ) ዝበቕዐ ምዃኑ ድማ'ዩ ፍሉይነቱ። ንዓወቱ ክገልጾ ኸሎ ሄኖክ፦

**"ሓያል ጋንታ ከምዘላትኒ ስለ ዝፈልጥ ዝነበርኩ ናብ ጸወታ ከይኣተኹ ከለኹ ከምዝዕወት ርእሰ ምትእምማን ነይሩኒ። ንምሉእ ጸወታ ከይተሸገርኩን ከይተረበሽኩን ክጎዓዝ ኣኽኢሎምኒ፡ ብዘይ ናቶም ጻዕርን ስራሕን ነዚ ዓወት ከምጽኦ ዘይሕሰብ እዩ። ንጋንታይ የመስግን። እዚ'ዩ ነይሩ**



**ዕላማይ፡ ቅድሚ ሕጂ ዘይተበጽሐ 3 ዓወታት ከመዝግብ ህርፋን ነይሩኒ ክበጽሖ ምኽኣለይ እቲ ሕጉስ ሰብ ጌሩኒ ኣሎ። ነቲ ቅድሚ ጸወታ ምስ ኣሰልጣኒና ኣብ ጣውላ ስኢልናዮ ዝኣተና ታክቲክስ 99% ኣተግቢርናዮ ክብለካ ይኽእል እየ። ደገፍትና ከምዚ ተሓጉሶም ክርእዮም ከለኹ መሊሱ’ዩ ዘሐጉሰኒ። ካብ ኩሉ ከተማታት ኬንያን ኡጋንዳን ደድሕሬና ክስዕቡ ቀንዮም፡ እንቋዕ ጻምኦም ከፈልናዮም።”**

ኤርትራ ንቻምፕዮን ኣፍሪቃ ክሳብ ክንድ ምንታይ እያ ዓብሊላቶ? ዝብል ሕቶ ክትምልስ ንድሕሪት 14 ዓመታት ተመሊስካ መልሱ ክትረኽቦ ዝከኣል እዩ። 2010 ዳንኤል ተኽለሃይማኖት፡ 2011 ናትናኤል ብርሃነ፡ 2013 ተስፎም ዑቕባማርያም፡ 2014 (ኣይተኣንገደን)፡ 2015 ልዊስ መንከስ (ደቡብ ኣፍሪቃዊ)፡ 2016 ተስፎም ዑቕባማርያም፡ 2017 ዊል ስሚት (ደቡብ ኣፍሪቃዊ)፡ 2018 ኣማኑኤል ገብረእግዚኣቢሄር፡ 2019 መኽሰብ ደበሳይ፡ 2020 (ብምኽንያት ኮቪድ ኣይተኣንገደን)፡ 2021 ራያን ጊብሰን (ደቡብ ኣፍሪቃዊ)፡ ካብ 2022 ክሳብ 2024 ን3 ዓመታት ኣከታቲሉ ሄኖክ ምሉብርሃን...ዝደፍእዎ ዘውዲ ቻምፕዮን ገላጺ ዓብላልነት እዩ።

ተቐዳዳማይ ሚልክያስ ማእከለ ኣብቲ በዳሂ ቅጽበታዊ ውድድር 6ይ ተርታ ሒዙ፡ ንትሕቲ 23 ዓመት ኣብ ዝተሓዝ ሽልማት ብሩር ሜዳልያ ብምዕታር ንዓወት ሃገራዊት ጋንታ ኤርትራ ኣድሚቑ። ኣብቲ ንሓደ ሰሙን ዝቐጸለ ንኩሉ ክሊ-ዕድመ ዝካተተ ናይ ጊዜን ጽርግያን ውድድራት ክልቲኡ ጾታ ሃገራዊት ጋንታ ኤርትራ 16 መዳልያታት ብምግሓጥ መዳርግቲ ኣይረኸበትን።

# ዋዕሮታት ኬርትሩ

ቅድድም ብሽክሊታ ደቂ ኣንስትዮ ሃገርና ማዕረ ናይ ደቂ ተባዕትዮ ስጉሙ ኣብ ደረጃ ፕሮፌሽናል ክበጽሕ ዘይከኣለሉ ምኽንያት ዓሚቝ መጽናዕቲ ዝደሊ’ኳ እንተ ኾነ፡ ኣብ ውሽጢ ሃገር ንሰርዓለን ዘሎና ውድድራት ነቲ ኣብ ደገ ዝጸንሐን ብዝግባእ የዳልወን እንተል’ዩ ቅልጡፍ ዳህሳስ ምክያድ ክሓተና እዩ። ደቂ ተባዕትዮ ተቐዳደምትና ብዝሒ ካብ ሃገሮም ወጻኢ ጸወታታት ስለ ዘካይዱ፡ ብዘይካ ኣብ ቻምፕዮን ኣፍሪቃ ኣብ ዝተፈላለዩ ዙራት ተሳቲፎም ዓቕሞም ክፍትሹ ዕድላት ኣለዎም። ንደቂ ኣንስትዮ ተባሂሎም ኣብ ኣህጉርና ዝስርዑ ዙራት ክሳብ ዘይሃለዉ ግን እታ ሓንቲ ኣብ ዓመት ብቕዓተን ዝፍትሻላ ቻምፕዮን ኣፍሪቃ ኮይና ኣላ። ስለዚ ኣብ ውሽጢ ሃገር ዝስርዓለን ውድድራት ክበዝሕን ንበዳሂ መድረኻት ዘዳልወን ምስ ዝኸውን ኣብቲ ውሑድ




ዕድላት ወጽየን ዝጻወትኦን ኣብ መሰልጠኒ ማእከል UCI ብውሑድ ቁጽሪ ዝረኽብኦ ናይ ስልጠናን ውድድራትን ዕድላት ናብ ደረጃ ፕሮፌሽናል ኣብ ምስግጋረን ሓጋዚ እዩ።

ኤርትራውያን ደቂ ኣንስትዮ ተቐዳደምቲ ኣብዚ ናይ ሎሚ ዓመት ቻምፕዮን ኣፍሪቃ ኣብ ውድድር ጊዜን ጽርግያን ሒዘንኦ ዝቐረባ ዓቕሚ ብዝሓፈስኦ መዳልያታት ክግለጽ ዝከኣል እዩ። ኣብ ውድድር ኤሊትን ትሕቲ 23 ዓመትን ብኣድያም ዳዊት ዝተረኽበ ወርቅን ብሩርን፡ ሱዛና ፍስሃየ ድማ ኣብ ትሕቲ 23 ዓመት ነሓስ ዝጨበጠቶ ድሙቕ ዓወት መጻኢ’ዘን ተቐዳደምቲ ዘጉልሐ’ዩ።

እቲ መጻኢ ቅድድም ብሽክሊታ ደቂ ኣንስትዮ ሃገርና ውሑስ ምዃኑ ዘበሰረ ውጽኢት ተቐዳደምቲ ጁንየር ዝሓዝኦ ደረጃ ገሊጽዎ ኣሎ። ናርዶስ ጸጋይ 1ይቲ፡ ኤልዳና በረኸት ድማ 3ይ ተርታ ብምሓዝ ወርቅን ነሓስን ተሸሊመን። ኣብ መጻኢ ቅድድም ብሽክሊታ ደቂ ኣንስትዮና እንተ ድኣ ተሰሪሕሉ ማዕረ ናይ ደቂ ተባዕትዮ ናብ ደረጃ ፕሮፌሽናል ክመጣጠር ይኽእል’ዩ ይብለና ድሙቕ ዓወታተን።



# ታሪኻዊ ሕጽቦ ውጽኢት ... ጁንየር ደቂ ተባዕትዮ

ኣብ ውድድራት ኣትለቲክስን ቅድድም ብሽክለታን ሓደ ንቡር ዘይኮነን ኣብ ውሑድ ኣጋጣሚታት ጥራይ ዝምዝገብን ዓይነት-ውጽኢት ኣሎ። ደቂ ሓንቲ ሃገር ወይ ክለብ ተመራሪሖም ንሰለስቲኡ ደረጃታት ብሒቶም ኣብ ፖድዮም ምስ ዝድይቡ Clean Sweep (ሓጻጺብካ ወይ ገፋፊጥካ ምውሳድ) ዝገልጽ ኣበሃህላ እዩ። ሃገራዊት ጋንታ ኤርትራ ኣብ ውድድር ጁንየር ደቂ ተባዕትዮ ቻምፕዮን ኣፍሪቃ 2024 ነዚ ታሪኽ'ያ ሰሪሓቶ። ካብ ዘሰለፈቶም 4 ተቐዳደምቲ እቶም ሰለስተ፡ ኬቨን ተኽለማርያም፡ ናሆም ኤፍሬምን ሴም እዮብን ንመቀዳደምቶም ብ2፡48 ደቒቕ ራሕሪሖም ።ይ፡ 2ይን 3ይን ተርታ ብምሓዝ ንፖድዮም ብሒቶሞ።

ሽልማት ክዕደል እንከሎ ናይ ሓንቲ ሃገር 3 ተቐዳደምቲ ብባንዴራኦም ወቒቦም፡ ሰለስቲኦም ኣብ ሓንቲ ሃገራዊ መዝሙር ዓሲሎም ዝረኣይሉ ክእመን ዘጸግም ስእሊ ገዲፎም።




# መደምደምታ

2024፡ ኤርትራ ኣብ ፖድዮም ዙር ፈረንሳ ዝደየበትላ ተዘካሪት ዓመት እያ። ነዚ ዘብቅዓ ውሉዳ፡ ብንያም ግርማይ 2015 ንሃገሩ ወኪሉ ኣብ ጁንየር ቻምፕዮን ኣፍሪቃ ተሳቲፉ ነይሩ። ድሕሪ 9 ዓመታት ድማ 3 መድረኽ ተዓዊቱን ቀጠልያ ማልያ ወኒኑን ኣብ ፖድዮም ዙር ፈረንሳ ረጊጹ። ካብ ድሙቕ ዓወታት ቻምፕዮን ኣፍሪቃ 2024 እንወስዶ ዝዓበየ መልእኽቲ ድኣ እንታይ'ዩ...?

ብንያም ግርማይ ኣብ ውሽጢ 9 ዓመታት ካብ ጁንየር ተቐዳዳማይ ኣብ ቻምፕዮን ኣፍሪቃ ናብ ፖድዮም ዙር ፈረንሳ ከምዝበቕዖ፡ እዞም ብደቂ ተባዕትዮን ደቂ ኣንስትዮን ኣብ ጁንየርን ትሕቲ 23 ዓመትን ኣብ ፖድዮም ቻምፕዮን ኣፍሪቃ 2024 ኣደይቦምና ዘለው መጻእቲ ተቐዳደምቲ'ከ ድሕሪ ክንደይ ዓመታት ኢና ኣብ ፖድዮም ዙር ፈረንሳ ደይቦም ክንርእዮም...?

ስፖርት ውጽኢት ስራሕ እዩ፡ እንተ ድኣ ሰሪሕናሎም... ርሑቕ ኣይኮነን...!



